NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- ሰላምን ክብረትን ዝሰፈና ሓያል ሃገር
- መን'ዩ ሃገራዊ መንእሰይ?
- ተክኒካውን ታክቲካውን ብቕዓት ሬድሲ ካመልስ ኣብ ሴካፋ
- "ስለምንታይ ክንድ`ዚ ፓስወርድ?"

## ሓባራዊ ዘተ

ኣብ ሕሉፍ፡ ህሉውን መጻእን









ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ለካቲት 2020 ቁ.66

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10




ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ ፡ ሓበሬታ ፡ ኣበርክቶ ፡ መኣረምታ ፡ ነቐፌታ ወዘተ. በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ ፥

**መጽሔት "መንእሰይ"**
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**
www.eriyouth.org

**ዘርጋሒ መጽሔት**
ቁ.ስልኪ 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ መርበብ ሓበሬታ www.shabait.com (menesey magazine) ክትረኽብዋ ትኽእሉ ።

# ትሕዝቶ

ቃል ኣሰናዳኢ 2
ደሃይኩም 3
ደሃይ ማሕበር 4
- ፖለቲካን ልምዓትን ኣተኩሮ ማሕበር ኣብ 2020
- ሰሚናር ኣቦ-መንበር ኣብ ሳዋ
- መበል 30 መዓልቲ ኣህጉራዊ መሰላት ቈልዑ
- 10ይ ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ

ጉዳያት 9
- 2020 ዓመተ ህንጸት ሓያል ሃገር
- መንዩ ሃገራዊ መንእሰይ?

ትንታነ 16
- ኣፍሪቃ ቦታኣ ኣብ ሓድሽ ዓለማዊ ስርዓት

ሓባራዊ ዘተ 17
- ኣብ ሕሉፍ፡ ህሉውን መጻኢን

ኣካዳሚ 32
- ባህርያት ዕዉት ተመሃራይ

ሕብረተሰብ 34
- "ስለምንታይ ክንድ'ዚ ፓስወርድ?"

ጥዕና 36
- 10 ልምድታት ንድሕነት ኩሊት
- ጨና ትሽትሽ ብኸመይ ነወግድ?

ባህልን ስነ-ጥበባትን 39
- ደራስን ተመራማሪ ታሪኽን ኣለምሰገድ ተስፋይ
- ተዋሳኢት፡ ሞዴል፡ ዲዛይነር ዊንታ ገረዝጊሄር

ስፖርት 58
- ተክኒካውን ታክቲካውን ብቕዓት ሬድሲ ካመልስ
- ካብ ተረካብ ዘረባታት ጆዘ ሞሪኞ
- ሮናልዶ - እቲ በራሪ ሰብ!

መለሳ 63
- እቲ ደላዪ ሓቂ
- ጽዋ ፍቕሪ
- ዲጂታልን ኣናሎግን ኣብ ሰባት

# ቃል ኣሰናዳኢ

*መለክዒ ዓቕሚን ብቕዓትን ሕብረተሰብ ኣብ ዘውሰኑ ረቛሒታት፡ እቲ ቐዳሚ ኹሉ ዝሰራዕ ረቛሒ፡ ብቕዓት መንእሰይ እዩ። ምኽንያቱ ልብን ህርመትን ሕብረተሰብ መንእሰይ እዩ። ሓያልን ብቑዕን መንእሰይ ዘይሓዘ ሕብረተሰብ ምዕባለ ከረጋግጽሲ ይትረፍ፡ ብህይወት ክሰርር እውን ንጋዳ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ዕድመ ንእስነት፡ ኣብ ውልቃዊ ህይወት ምምራሕ ንላዕሊ፡ ኣጸቢቑ ዝዓዘዘ ሕብረተሰብኣዊ ሓላፍነት ዘስከም መድረኽ እዩ። ህላወን ቀጻልነትን ሕብረተሰብ፡ ዘላቒ ዕብየትን ስልጣነን ሕብረተሰብ ኣብ ብቕዓት መንእሰያት ስለዝምርኮሱ።*

*ዝሓለፈ ጉዕዞና ንቕሓት፡ ውዳበን ዕጥቂን ሃገራዊ መንእሰይ ክሳብ ክንደይ ሓይሊ ከምዝፈጥር ብግብሪ መስኪሩ እዩ። እዚ ተሞኩሮ'ዚ ቀንዲ ምስጢር ቅያታትናን ዘሐብን ሃገራዊ ታሪኽናን ኮይኑ፡ ሕጂ እውን ኣብዚ ኣቲናዮ ዘሎና ሓድሽ መድረኽ፡ ኣብ መስርሕ ልምዓት ሃገር ዘመዝግቦ ዘሎ ውጽኢት፡ ብመንጽር መለክዒ ግስጋሰ ናይ ብዙሓት ሃገራት፡ ኣዝዩ ብርቂ ተርእዮ እዩ።*

*ራእዩ ሃማመተኤ ንቑሕ፡ ውፉይን ብቑዕን መንእሰይ ምህናጽ'ዩ። ነዚ ንምውቃዕ "ሓፋሽ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ!!" ዝብል መርሓ ህዝባዊ ግንባር ተቐኒቱ፡ መንእሰያት ካድራት ምምልማልን ምንቃሕን ቀንዲ ዕማሙ ገይሩ መደባቱ ክሰርዕን ከተግብርን ጸኒሑን ኣሎን። ኣብ ቀዳማይ ሰሙን ወርሒ ጥሪ ኣብ መዲና መንእሰያት - ሳዋ ብደረጃ ሃገር ኣብ ዘካየዶ ዓመታዊ ኣኼባ፡ ዝጸንሐ ስትራተጂያዊ ውጥን ስርሑ ምስ ዘለናዮ ህሉው ኩነታት ቃንዩ፡ ኣብ 2020 ኣብ መድረኻዊ ተልእኾ ፖለቲካን ልምዓትን ኣተኩሮ ዝገበረ ውጥን ስራሕ ሓንጺጹ ንስራሕ ተበጊሱ ኣሎ። ነዚን ካልእ ፍጻመታትን ማሕበር ዘድህሰሰ ትሕዝቶ ኣብ ደሃይ ማሕበር ብኸፊል ክንጸባረቕ ተፈቲኑ ኣሎ።*

*ብመንጽር ንቕሓተ-ሕልና፡ ኣብ ዝኾነ ሕብረተሰብ ክልተ ዓይነት ሰባት ይርከቡ። እዚ ፍልልያት'ዚ፡ ኣብ መንእሰይ ክፋል ሕብረተሰብ ዝያዳ ጎሊሑ ይርአ። ንቕሓቱ ኣብ ሞንጎ ብርኽ ዝበለን ድኹም ዝበለን መንእሰይ ዘሎ ፍልልይ እንታይ እዩ? ካብ`ዞም ክልተ መን'ዩ ሃገራዊ? መን'ዩ'ኸ ሞሳ ተወላዲ ሃገር? ... ነዚ ዝትንትን ዓንቀጽ፡ "መን`ዩ ሃገራዊ መንእሰይ፣" ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት ቀሪቡ ኣሎ።*

*ናይ ሎሚ ሓባራዊ ዘተ ካብቲ ወትሩ ሓሙስ ምሸት ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንየር ክለብ) ዝቐርብ ሰሙናዊ መደብ ዝተወሰደ ኾይኑ፡ ንሕሉፍ፡ ህሉውን መጻእን ኤርትራ ዝምልከት ብተዛተይትን ተሳተፍቲን ዝቐረበ ሓሳባት ተኣንጊዱ ኣሎ።*

*ዓምዲ ኣካዳሚ ንተመሃሮ ዒላማ ገይሩ ዝዳሎ ኾይኑ፡ ባህርያት ዕዉት ተማሃራይ እንታይ ምዃኑ ሓደ ብሓደ ክዘርዝር ተፈቲኑ ኣሎ። ተመሃሮ ብግቡእ ተረዲኦም ክስዕብዎ`ዩ እቲ ምኽሪ። መምህራን ተመሃሮኦም ከማእዝንሉ ዝኽእሉ ሓሳባት`ውን ይርከቦ ይኸውን`ዩ። ዓምዲ ሕብረተሰብ`ውን ኣብ ማሕበራውን ጥዕናውን መዳይ ኣተኩሮ ብምግባር ተዳልዩ ኣሎ።*

*ምስ ደራስን ተመራማሪ ታሪኽን ብጻይ ኣለምሰገድ ተስፋይ ንሕክምና ኣብ ቻይና ከይዱ ከሎ ዝተኻየደ ዕላል`ውን ኣብ ዓምዲ ባህልን ስነጥበባትን ሰፊሕ ቦታ ተዋሂብዎ ኣሎ። ብጻይ ኣለምሰገድ ብርክት ዝበለ ናይ ታሪኽ መጻሕፍቲ፡ ልብወለዳዊ ዛንታታት፡ ተዋስኣታት፡ መጽናዕታዊ ጽሑፋትን ቴማታትን ብቛንቋታት ትግርኛን እንግሊዝን ዘበርከተ ገዲም ደራሲ`ዩ። ምስ ሃብሮም ተዋሳኢት፡ ሞዴልን ዲዛይነርን መንእሰይ ዊንታ ገረዝግሄር ዝተኻየደ ቃለመሕትት እውን ኣብ ተመሳሳሊ ዓምዲ ቀሪቡ ኣሎ። ኣብ ዓምዲታት ስፖርትን መለሳን እውን መሃርትን ኣዘናጋዕትን ትሕዝቶታት ተኣንጊዶም ኣለዉ።*

*ሓባራዊ ዘተን ምስ ብጻይ ኣለምሰገድ ተስፋይ ዝተኻየደ ዕላልን ሰፊሕ ቦታ ናይ'ዛ መጽሔት ስለዝሓዙ፡ ገለ ዓምድታት ናብ ዝቕጽል ሕታም ብምስግጋሮም፡ ብሕልፊ ንኣዳለውቲ`ተን ዓምድታት ይቕሬታ ክንሓትት ዝግባእ`ዩ። ርሑስ ቅንያት ፈንቅል። ፈንቅል ንልምዓት!*

# ደሃይኩም

## ውድዓዊ ሓበሬታ

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም ቃል ኣሰናዳኢኣ፡ ሰናይ ዘመን እንተ ነቒሉ፡ ሰሰናዩ ተቐኒቱ እዩ ዝቕጽል፡ … ደጊም መገዲ ራህዋና ንቕድሚት እምበር ንድሕሪት ኣብ ዘይምለሰሉ ደረጃ በጺሑ እዩ … ብምሉእ ኣድህቦና ናብ ልምዓት ክይንስጉም ዓጊቱና ዝነበረ ኩነት፡ ሳላ ጽንዓትና ተቐንጢጡ ኣሎ … ወዘተ. ዝብሉ ትስፉዋት ሓረጋት ኣውጺኣ ነይራ። ኣብ ዓምዲ ጉዳያት ዝነበሩ ዓናቅጽ`ውን ተመሳሳሊ ዛዕባ`ዩ ነይርዎም። ኣብ ዝሓለፉ ሕታማታ`ውን ንጉዳይ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ሓበሬታ መደባት ልምዓትን ዝምልከት ዝርዝራዊ ትሕዝቶ ኣውጺኣ ነይራ።

ከም ሓፈሻዊ ትዕዝብተይ፡ ሽሕኳ ኣብ ንጹርነት ግዜን ኣገባብ ትግባረን ገለ ሓበሬታ ዝጎድላ እንተኾነ፡ ጉዕዞ ኤርትራ ናበይ ገጹ ምዃኑ ውድዓዊ ሓበሬታ ከትሰንቐናን ከተኣንፍተልና ጸኒሓ ስለዝኾነት፡ መጽሔት መንእሰይ ዕዙዝ ምስጋና ይግበኣ`ዩ። ኣብ ዝቕጽል ሕታማታ`ውን ንዝምልከቶም ሰበስልጣን መንግስትን ግንባርን ተወኪሳ፡ ውድዓዊ ሓበሬታ ሒዛትልና ምውጻእ ክትቕጽሎ ኣዘኻኽር።

*መምህር ጎይትኦም ፍጹምብርሃን*
*ካብ ዞባ ደቡብ*

## ዝበሩን ናይ ሕጂን ዓምድታት

መጽሔት መንእሰይ ቀጻልነታ ኣውሒሳ ጥራሕ ዘይኮነ እናሓየለትን እናተመሓየሸትን ትኸይድ ስለዘላ፡ ንኣዳለውታ ምስጋና ይግብኦም። ከም በዓል "ኣካዳሚ"፡ "ሓባራዊ ዘተ"፡ "ሓሳባት" ዝብሉ ኣገደስቲ ዓምድታት ምትእትታዋ ጽቡቕ`ዩ። እንተኾነ፡ ከም በዓል "ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ"፡ "ሕግን ስነምግባርን"፡ "ሓጺር ዛንታ" ብሕልፊ ናይ ብንያም ፍስሃጽዮን፡ "ዘልኩ ደኣ!" ናይ ሳንድያጎ፡ ወዘተ. እናጎሰየቶም ትመጽእ ስለዘላ ኸኣ ዘየሰክፍ ኣይኮነን። ስለዚ ዝነበሩን ናይ ሕጂን ዓምድታት ዝሓቍፍ ትሕዝቶ ሒዛ ምእንቲ ክትወጸልና፡ ወይ ገጻታ ተስፍሕ፡ ወይ ቀቀልጢፋ ትውጻእ እብል። የቐንየለይ!

*መንሱር እስማዒል ካብ ኣስመራ*

*ተመሳሳሊ ርእይቶ*

*ሚርያም ሓጎስ ካብ ምህራም ጭራ*

## ዝያዳ ኣድህቦ ኣብ ሃበርም

ኣብ ዓምዲ ሃበርም ዝወጹ መንእሰያት፡ ጽልዋኦም ዓብዩ ስለዝኾነ፡ መጽሔት መንእሰይ ብተገዳስነት ክትሰርሓሉ ጸኒሓ`ያ። ንመጻኢ`ውን ብዝሓየለ ክትሰርሓሉ ምዃና ጥርጥር የብለይን። ዝከኣል እንተኾይኑ፡ ቡብእዋኑ ኣብ ሕታማት እዛ መጽሔት ቃለመሕትት ዝተኻየደሎም ሃበርም መንእሰያት፡ ብገለ ፍሉይ ሜላ ዳግም ብእኩብ ክወጹ እንተዝኽእሉ`ውን ንደቅና ውጽኢታዊ ተራ ምሃለዎ ዝብል ርእይቶ ኣሎኒ።

*ጆሜትራ ርእሶም ገብረእንድርያስ*
*ካብ ዞባ ማእከል*

## ውጽኢታዊ ጽልዋ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ኣብ ዓምዲ ባህልን ስነጥበባትን ካብ ዓዲ እንግሊዝ




ምስ ዝመጸ ዲዛይነር ዞካርያስ ሰሎሞን ዝተገብረ ቃለመሕትት ኣዝዩ ኣገዳስን መሳጥን ነይሩ። ዲዛይነር ዞካርያስ ኣብ ጁንየር ክለብ ዞካየዶ መደብ ሓባራዊ ዘተ እውን ተኸታቲለዮ ነይረ። ኣብ`ቲ ኣጋጣሚ ብርክት ዝበሉ ዲዛይነራትን ግዱሳትን ተሳቲፎም ስለዝነበሩ፡ ውጽኢታዊ ጽልዋ ገይሩ ክኸውን ከም ዝኽእል እተኣማመን`የ። ዞካርያስ ኩሉ ጥበባዊ ስርሓቱ ምስ ባህልን ክብርን ሕብረተሰብ ኤርትራ ኩተኣሳሰሮ ምሕላኑ ሓበን ተሰሚዑኒ። ካልኦት ስነጥበበኛታት ዲያስፖራ`ውን ኣሰሩ ክኽተሉ ለበዋ ዘድልዮ ኮይኑ ኣይስመዓንን።

*ዲዛይነር ብስራት ወልዱ*

## ኩርናዕ ግጥሚ

ኣብ መጽሔት መንእሰይ ሓሓሊፉ ገለ ግጥምታት ክወጽእ ጸኒሑ። ይኹን`ምንበር ኣዕጋቢ ኣይኮነን። ኣብ ነፍሲወከፍ ሕታም መጽሔት ፍሉይ ኩርናዕ ተዋሂብዎ፡ ካብ ሰለስተ ዘይውሕድ ግጥምታት ክወጽእ እንተዝኽእል፡ ብሕልፊ ኑቶም ግጥሚ ናይ ምስትምቓር ዝንባለ ዘለና ዝያዳ መዕገበትና።

*ሳሊና ሃይለ ካብ ባጽዕ*

## ደሃይ ማሕበር

# ኣብ 2020 መድረኻዊ ተልእኾ ፖለቲካን ልምዓትን ብኣተኩሮ ክስረሓሉ'ዩ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ኣብ 2020 ኣብ መድረኻዊ ተልእኾ ፖለቲካን ልምዓትን ኣተኩሩ ክሰርሕ ምዃኑ፡ ብ4ን 5ን ጥሪ ኣብ ሳዋ ኣብ ዘቃንየ ኣኼባ ገሊጹ።









ኣብ 2019፡ ኣብ ምሕያል ብቕዓት መንእሰያት ኣተኩሩ ናይ ዝተሰላሰለ ስርሓት ብልጫን ዝተራእየ ድኽመታትን ዝተገምገመሉ ብደረጃ ሃገር ዝተኻየደ ኣኼባ፡ ናይ 2020 ውጥን ስራሕ እውን ሓንጺጹ።

ኣብ ዝቐረበ ጸብጻብ፡ ፖለቲካውን ማሕበረ-ቁጠባውን ንቕሓት መንእሰያት ኣብ ምብራኽ ዝተኻየዱ ናይ ውዳብ መደባት፡ መንእሰያት ሞያ ዓጢቖም ኑብሶም ክም ዝኽእሉ ኣብ ምግባር ዝተዋህቡ ሞያዊ ስልጠናታትን ዝተራሕወ ዕድላትን፡ ተራን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ ሕብረተሰብ ንምዕዛዝ ዝተሰላሰሉ ስርሓት፡ ማእከላት ብዝሓየለ ንምዕጣቖን ክካየድ ዝጸንሐ ምርምርን ዳህሳሳትን፡ ተራን ተሳታፍነትን ኮምን መሻርኽቲን ኣብ ሕቶ መንእሰያት ንምዕባይ ክካየድ ዝጸንሐ ወሁድ መደባት፤ ኣበርክቶ ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ሃገራዊ መደባት ብምሕያል ዝተሳለጠ ዕማማት፡ ጽልዋን ሻርኽነትን ማሕበር ኣብ ዞባዊን ኣህጉራውን ጉዳያት ንምዕባይ ዝተዓመ መደባት ብእወታ ብምግምጋም፡ ኣብ 2020 ብዝሓየለ ኣብ ዝቕጽልሉ መዳያት ብዕምቈት ተዘቲዩሉ።

ማሕበር ብተወሳኺ፡ ኣብ መቓን ናይ'ቲ ምስ ሃገራዊ መደባት መኸተን ልምዓትን ተሳንዩ ዝወጸን ክሳዕ 2021 ዝዘርጋሕን ኣቐዲሙ ናይ ዝሓንጸጸ ናይ ሓሙሽተ ዓመት ስትራተጂያዊ ውጥን ስራሕ፡ ገምጋም ሰለስተ ዓመት ኣካይዱ። ብመሰረት ስትራተጂያዊ ውጥን ስራሕ ኣብ ውሽጢ ሰለስተ ዓመት ኣብ ዝተዓሙን ዝበኾሩን መደባት ስራሕ ሩሱን ክትዕን ዘተን ድሕሪ ምክያድ፡ እቲ ስትራተጂያዊ ውጥን ማሕበር ኣብ እዋን ተጻብኦን መኸተን ዝወጸ ስለኾነ፡ ኣብ ኣተኩሮ ናይ`ቲ ውጥን ዳግመ ክለሳ ክግበረሉን ንዝመጽእ ክልተ ዓመት፡ ምስ ኣቲናዮ ዘሎና ትሰፋው መዋእል ተቓንዩ ክስረሓሉን ተወሲኑ።

ብዘይካ'ዚ ማሕበር፡ ኣብ 2020፡ ኣብ መደባት ጸቢብ ውዳብ ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፊተውራሪ፡ ሕመረትን ካድራትን ብኹለንትናኦም ብቑዓት ንምግባሮም ቀዳምነት ተዋሂብዎ ብዕቱብ ክስረሓሉ፡ ውዳብ ሰራሕተኛታት መንእሰያት ኣበርክቲ ንምግባሩ ኣብ ኩለን ዞባታት ስሩዕ መደባት ክተኣታተዉ፡ ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያት ንምዕባይ ክካየዱ ዝጸንሑ መደባት ቀጻሊ ምክትታልን ገምጋምን እናተገብረሉ ንኹሉ መንእሰይ ብዝበጻሕን ብስሩዕን ክካየድ፡ ሞያዊ ስልጠናታት ዝቐሰሙ መንእሰያት






ናብ ዋኒን ዘሰጋገርሉ ኣገባባት ክተኣታቶ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ዘወሃብ መነቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ጎስጓስን ክሕይል፡ ምውህሃድ ኣካላት መንግስትን ግንባርን ኣብ ሕቶ መንእሰያት ከምኡ`ውን ሸማግለ ኣዕሩኽ መንእሰያት ንምሕያሉ ብዕቱብ ክሰራሕ፡ ዜናዊ መደባት ማሕበር ክግምገምን ክመሓየሸን፡ ምስ ናይ ደገ ውዳበታት መንእሰያት ዘሎ ዝምድና ክጸንዕን ጽልዋ ማሕበር ክዓብን፡ ውዳበታት መንእሰያት ህግደፍ ንምዕባይ ማሕበር ተራኡ ክጻወት፡ ኣብ ምምዕባል ማእከላትን ምህዞን ሰንዓን (ሚሳል ስቱድዮ) ኣገደስቲ ፕሮጀክትታት ክምዕብል፡ ቅነ-ውዳበታትን ፈስቲቫል ኢንተር ኮለጅን ኣብ ሳዋ ዝቃናዕ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያትን ብዝሓየለ ኣድማዕነት ንምስልሳሉ ብኣጋ ውርጹጽ ምድላዋት ክግበረሉን ካልእን ኣብ ምርድዳእ ተበጺሑ።

ኣቦመንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን፡ ተግቢሩ ዘሎ ዕማማት ሳላ ውሁድ ተሳትፎ መሻርኽትን ንጡፍ ተሳትፎ መንእሰያት ምዃኑ ብምጥቃስ፡ ፍረ ሓያል ቃልሲን ጽንዓትን ዝኾነ ሓድሽ መዋእል፡ ንመንእሰይ ወለዶ ዘሰክሞ ዕዮ ገዛን ሓላፍነትን ዝኸበደ ምዃኑ ኣገንዚቡ። ኣብ ትሕቲ ዝሓሸን ሰላማዊን ሃዋህው፡ ብሓያል ወኒን ናይ ስራሕ መንፈስን ናብ ገዚፍ ዕማም ክብገስ ድማ ጸዊዑ።

ኣብ`ቲ ኣጋጣሚ፡ ኣባል ማሕበር ዝነበረት፡ ኣብ`ዚ እዋን`ዚ ኣብ ኤምባሲ ኤርትራ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ሓላፊት ህዝባውን ኮማውን ጉዳያት ዝኾነት ብጸይቲ ሓድነት ቀለታ ንኣኼበኛታት ኣብ ዘሰምዓቶ ቃል፡ ማሕበር ፋብሪካ ንቑሓትን ብቑዓትን እዩ። ካብ`ዚ ፋብሪካ ዝወጸ መንእሰይ ድማ ብግቡእ እንተሰሪሕሉ፡ ኣብ ዝኸደ ከይዱ ዕዉትን ኣድማዒን እዩ፡ ኣነ`ውን ፍርያት ናይ`ዚ ብሉጽ ፋብሪካ ምዃነይ ሓበንን ክብረትን እስመዓኒ ክትብል ገሊጻ።



ኣብ መኽፈቲ ኣኼባ፡ ኮሎኔል ደበሳይ ግደ ብወገኑ፡ ማሕበር ዓመታዊ ኣኼባኡ፡ ኣብቲ ልክዕ ቦታኡ ኣብ ሳዋ ከካይድ ምውሳኑ፡ ቅኑዕ ሕርያ ምዃኑ ብምግላጽ፡ ማእከል ስልጠናን ትምህርትን ሳዋ ኣብ`ቲ ማሕበር ከካይዶ ዝሕንጽጾ መደባት ኣብ ምዕዋት ዘድሊ ሽርክነታዊ ምትሕግጋዝ ክገብር ዘለዎ ድሉውነት ገሊጹ።



# መድረኻዊ ተልእኾ መንእሰያት

## ሰሚናር ኣቦ-መንበር ኣብ ሳዋ

ኣቦመንበር ሃግመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ብ4 ጥሪ ንህሉው መድረኻዊ ተልእኾ መንእሰያት ኣብ ፖለቲካን ልምዓትን ኣመልኪቱ ንተመሃሮ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ - ሳዋ ሰፊሕ ሰሚናር ኣካይዱ።

ብጻይ ሳልሕ ኣብ መግለጺኡ፡ መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ዝሓለፈ 80 ዓመታት (መዋእል ሰለስተ ወለዶ) ኣብ ትሕቲ ከቢድ ወጥሪ ኮናትን ተጻብኦን ከም ዝሓለፎ፡ ሰላምን ናጽነትን ንምርግጋጽን ንምውሓስን ዝሓለፎ ቃልሲ ድማ፡ ብህይወት ኮነ ብግዜን ዕድላትን ከቢድ ዋጋ ከም ዝሓተቶ፡ እንተኾነ፡ ብሓይሊ ጽንዓቱን ተወፋይነቱን ረዚን ቅያ ታሪኽ ብምስራሕ ብዓወት ዝወጽኣሉ መዋእል ምንባሩ ኣረዲኡ።

ምስጢር ኩሉ ዓወትና ክብርታትና እዮም ዝበለ ብጻይ ሳልሕ፡ እዞም ክብርታት ንኤርትራዊ ሃገራውነት፡ ሓባራዊ ስነ-ኣእምሮን መትከላትን ዝሃንጹ ረቂቕ ጺጋታት እዮም፣ ተጻብኦታት ንምክትታሎም፡ ፈታኒ እዋን ንስግረሎምን ሽርሒታት ነፍሽለሎምን ጺጋታት ምዃናዎም ኣገንዚቡ።

እቶም ክብርታት - ልዑል ሃገራዊ ፍቕሪን ተበጃውነትን፣ ሃገራዊ ሓድነትን ስኒትን፣ ሓጺናዊ ዲስፕሊን፡ ርእሰ-ተኣማንነትን ርእሰ ምርኮሳን፣ ጽኑዕ ምትእስሳር ህዝብን መሪሕነትን ከም ዝጠቓልሉ ብጻይ ሳልሕ ብዝርዝር ገሊጹ።

ኣብዚ ዝሓለፈ 20 ዓመታት መንእሰይ ኤርትራ፡ ብቑዕ ወራሲ ናይ`ዞም ክብርታት ምዃኑ ኣብ ምክልኻል ሃገርን ኣብ ዕዮ ልምዓትን ብጭቡጥ ኣመስኪሩ እዩ፣ ሕድሪ ሰማእታት ኣየዕበረን፡ ምስናይ ኩሉ ተጻብኦታትን ሽርሒታትን ከኣ ጸገቡ ዝሓድረላ መሬት ክፈጥር መሰረታት ልምዓት ኣብ ምንጻፍ ብተወፋይነት ክሰርሕ ምጽንሑ ኣዘኻኺሩ።

መንእሰይ ታሪኽ ከማእዝን ፍሉይ ሓላፍነት ዝተሰከመ ቀጻሊ ሕብረተሰብ ምዃኑ ዝጠቐሰ ኣቦመንበር ማሕበር፡ ሓላፍነት ሃገር ወትሩ ኣብ እንግድዓ መንእሰይ ስለዝኾነ፡ ነዚ ክበቅዕ ድማ፡ ታሪኽ ህዝቡን ሃገሩን ክፈልጥ፡ ክብርታት ሕብረተሰቡን ሃገራዊ መትከላትን ክወርስን ብመንነቱ ሕቡን ክኸውንን ከም ዝግባእ ኣስሚሩሉ።

ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ንመድረኻዊ ተልእኾ ናይ`ዚ ሕጂ መንእሰይ ኣመልኪቱ ኣብ ዝሃቦ መግለጺ፡ ዘለናዮ መድረኽ፡ እንታይ ዕድላት ሒዙ ይጸበየና ኣሎ? እ ን ተ ድ ኣ ኢልና፡ እቲ ዕድል ንብሎ ዘለና ብቑንዱ ኣብ ትሕቲ ሰላም ዝርከብ ናይ ስራሕ፡ ህንጸትን ኣፍራይነትን ግዜ እዩ። እቲ ብድሆ እንብሎ ድማ፡ ብሓደ ወገን ነዚ ሰላም'ዚ ናይ ምድልዳል ሕቶ፡ በቲ ካልእ ድማ፡ ኣብቲ ዝሓለፈ መድረኻት ዝተኸሰረ ግዜን ዕድላትን ብቐልጡፍ ንምድባስ፡ ነቲ ተኸፊቱ ዘሎ ዕድላት ንምርሓብን ኣብ ጥቕምና ንምውዓሉን ዝሓተና ሓያል ጻዕርን ስራሕን ብቕዓትን ምዃኑ ኣረዲኡ።

ብቕዓት መንእሰይ ብሰለስተ ኣዕኑድ ኣምራት ክግለጽ ይከኣል - ንሱ ድማ ንቕሓት፣ ውዳበ፣ ዕጥቂ እዩ ዝበለ ብጻይ ሳልሕ፡ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ'ውን ብቕዓት ሕብረተሰብና፡ ደረጃ ንቕሓት፣ ውዳበን ዕጥቂን መንእሰያትና ከም ዝወሰን ብምግላጽ፡ መንእሰያት ብኹሉመዳይ ንቑሓትን ብቑዓትን ኮይናም ክርከቡ፡ እንተላይ ወልቃዊ ጻዕርን ተበግሶን ክወስዱ መኺሩ።

ተመሃሮ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ብወገኖም፡ ሃገር ትጠልቦ ክትግበሩ ዘለዎም ድሉውነት ብምግላጽ፡ ኣብ ዝቐረበ ሰሚናር ሕቶን ርእይቶን ኣቕሪቦምን መልሲ ተዋሂብዎምን።







# ብኣጋጣሚ መበል 30 ዓመት ኣህጉራዊ መሰላት ቈልዑ ወሀድ ንጥፈታት ተኻይዶም

ዝኽሪ 30 ዓመት ኣህጉራዊ ውዕል ማሰላት ቈልዑ ዝሓለፈ 10ን 11ን ሕዳር ኣብ ኣስመራ ኣዳራሽ ዳዕሮ - ጃንጆር ሃማመተኤ ተኻይዱ።

ኣብ`ቲ ብደረጃ ሃገር ዝተኻየደ ናይ ዝኽሪ መዓልቲ፡ ኣብ ትሕቲ ውዳብ ሃማመተኤ ዝጦፉ ካብ ኩለን ዞባታትን ብሄራትን ልዕሊ 100 ኣባላት ቀያሕቲ ዕምባባ ሕመረትን ፈተውራርን እተሳተፍዎ፡ ውድድራት ሓፈሻዊ ፍልጠት፡





ኣቲናዮ ዘሎና ሓደሽ መድረኽ`ውን ኣብ ምዕባለን ዕበየትን ቈልዑ ዝጠመተ መደባት ዝያዳ ኣቓልቦ ተዋሂብዎ ክስረሓሉ ምዃኑ ኣረዲኡ።

ህዝባዊ ግንባር፡ መሰላት ቈልዑ ክኸበርን ብኹሉ መዳይ ቈልዑ መሰላቶም ዝረኽብሉን ድሕነቶም ዝሕለወሉን ኩነታት ንምጥጣሕን



ፍሉይ ክእለትን መደረን ካልእን ንጥፈታት ተኻይዱ።

ኣብ መኽፈቲ መደብ፡ ሓላፊት ክፍሊ ምክትታል ዞባታት ሃማመተኤ ብጻይቲ ሄለን ኣማኒ፡ ቈልዑ ኣብ መጻኢ ዕቤትን ምዕባለን ናይ ሓንቲ ሃገር ወሳኒ ግደ ስለዘለዎም፡ ማሕበር ምስ ኩሎም መሻርኽቱ ብምትሕብባር ድሕነትን መሰላትን ቈልዑ ብዝበለጸ ክሕሎ ብዝሓየለ ከም ዝሰርሓሉ ብምዝኽኻር፡ እዚ ናይ ሕጂ ዝኽሪ መበል 30 ዓመት ኣህጉራዊ መሰላት ቈልዑ ምስ መሻርኽቲ ተሓባቢሩ ኣብ ምውዳቡ ዘርኣዩ ተገዳስነት`ውን ኣካል ናቱ ምዃኑ ገሊጹ።

ኣቦቲ ኣጋጣሚ፡ ዶ/ር ሓሊማ ሓምድ፡ ቤት ትምህርቲ ሰውራ፡ ኣብ እዋን ቃልሲ፡ ቈልዑ ኣብ ምኽሳኻስ ዝበሮ ተራን ጽልዋኡን ዝምልከት መደብ ምውርራሱ፡ ካብ ሚኒስትሪ ዕዮን ሰብኣዊ ድሕነትን ብጻይ ክብረኣብ ተኸስተ ድማ ሕብረተሰብ ኣብ መሰላት ቈልዑ ዝህልዎ ኣፍልጦ ዘዕቢ ኣስተምህሮኣዊ ሰሚናር ቀሪቡ።

ብዘይካ`ዚ ካብ ኩለን ዞባታት ዝመጹ ቈልዑን ተመሃሮን እተሳተፍዎ፡ ምስ ጉዳይ ቈልዑን መሰላትን ኣብ ዝተኣሳሰር ኣርእስቲ መደብ ሓብራዊ ዘተን ልዝብን ተኻይዱ። ኣብ ኤራቲቪ መደብ ልዝብ መንእሰያት ድማ ብዝተኸታተለ ቀሪቡ።

ወኪል ዩኒሴፍ፡ ሚስ ሻያ ኣሲንድዋ፡ ኣብ`ቲ ኣጋጣሚ ኣብ ዘሰምዓቶ ቃል፡ ዩኒሴፍ ምስ መሻርኽቱ ሚኒስትሪታትን ማሕበራትን ብምውህሃድ ኣብ ምኽብኻብ ቈልዑ ዘካይዶ ዘሎ ንጥፈታት ኣተባቢዒ ምዃኑ ብምግላጽ፡ ኣብ ቈልዑ ዝሓሸ ጽባሕ ንምፍጣር ኣብ ዝግበር ወሀድ ስራሕ ዩኒሴፍ ዘድሊ ደገፍ ክገብር ዘለዎ ድሉውነት ገሊጹ።

ኣቦመንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ብወገኑ፡ ቈልዑ ምኽብኻብን ምምእዛንን ሓደ ካብቲ ቀንዲ ስትራተጂያዊ ውጥን ማሕበር ምዃኑ ብምግላጽ፡ ኣብ`ዚ ብረታዊ ቃልሲ የካይደሉ ኣብ ዝነበረ እዋን ከይተረፈ ክሰርሓሉ ዝጸንሐን ካብቶም ቀንዲ ዕማማቱ ምንባሩን ዘዘከር`ዩ።

ኤርትራ ንኣህጉራዊ ውዕል መሰላት ቈልዑ ብወግዒ ኣብ 1994 ድሕሪ ምፍራማ፡ ብሕግታትን መምርሕን እዚ ኣህጉራዊ ውዕል ትመራሕ`ምበር፡ መሰረታዊ መንቀሊኡ ሕብረተሰብ ኤርትራ ኣብ ቈልዑ ካብ ዝጸንሖ እወታዊ ዝኾነ ኣተሓሕዛን ኣተኣላልያን ዝምርኮስ እዩ።

ኣብ`ቲ ናይ ክልተ መዓልቲ መደብ፡ ቈልዑ ብኽብርታት ሕብረተሰብ ተኸስኺሶም ክዓብዩ፡ ቅኑዕ ባህርያት ክህልዎም፡ ኣብ ትምህርቲ ዘለዎም ተገዳስነት ክዕብዩ፡ ኣብ ሃገር ዘለዎም ፍቕሪ ክሐይሉ ዘዘኻኽር መሳጢ ጥበባዊ ስራሕ ብጉጅለ ባህሊ ዋሪ ክቐርቡ ቀንዮም።



# 10ይ ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ጀሚሩ

10ይ ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ (Inter college) 2019/2020፡ ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ምስ ቤት ጽሕፈት ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ብምትሕብባር፡ ኣብ'ታ ንብለል 8ይ ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝኾነት ኮለጅ ቢዝነስን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ ቐይሕ፡ ብባህላዊ መሰናድኦታት ተሰንዩ ብወግዒ ተኸፊቱ።

ኣብ'ቲ ብ3 ታሕሳስ ኣብ ሰዓታት ድሕሪ ቀትሪ ዝተኻየደ መደብ፡ ዲን'ቲ ኮለጅ ዶክተር እስቲፋኖስ ሃይለማርያም ኣብ ዘስምዖ ቃል፡ ነቲ ፈስቲቫል ንምዕዋት ውሁድ ስራሕ ይዕመም ምህላዉ ጠቒሱ፡ መንእሰያት ዓንዲ ሕቖ ምዕባለ ሃገርን ተካእቲ ወለዶን ኣውሓስቲ መጻኢን ብምዃኖም ኣብኦም ዝግበር ወፍሪ ኣርባሒ ምዃኑ ኣብሪሁ። ብተወሳኺ ዶክተር እስቲፋኖስ መንእሰያትን ተመሃሮን እቲ ኮለጅ ከም ወትሩ ኣብ ዝግበር ኩሉ ዓይነት ውድድራት ተሳታፍነቶም ከዕብዩ ኣዘኻኺሩ።

ሓላፊ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ'ቲ ኮለጅ መንእሰይ ሙሳ መሓመድሰዒድ ኣብ ዘስምዖ ቃል፡ ፈስቲቫል ትካላት ላዕዋይ ትምህርቲ መቐጸልታ ናይ'ቲ ማሕበር ብምውህሃድ መሻርኽቲ ኣብ ሳዋን ዞባታትን ዘካይዶ ቅነ ውዳበታትዘካይዶም ንጥፈታት ኮይኑ፡ ዕላማኡ ኸኣ ተካእቲ መንእሰያት ኣብ ኩሉ ዓውዲ ምልላይ፡ ምልውዋጥ ተመክሮ ኣብ መንጎ ተማሃሮ ኮለጃት፡ ድምር ናይ'ዚ ድማ ሃገራዊ ረብሓ ዘቐድም ንቑሕ፡ ዉዱብ፡ ተመራማሪ፡ ሓላፍነታዊን ወራሲ ሕድሪን መንእሰይ ምህናጽ ምዃኑ ገሊጹ።



ሓላፊት ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ብጸይቲ መንሱራ እስማዒል ብወገና፡ እዚ ፈስቲቫል መንእሰያት ዕቑር ዓቕሞም ንምፍታሽ ዘወዳደርሉ ጥጡሕ ባይታ ንምግባሩ ክስርሓሉ ምጽንሑ ጠቒሳ፡ ሎሚ ዓመት`ውን ኣብ መንጎ 6 ኮለጃት ኣብ ዓውድታት ባህሊ፡ ስፖርት፡ ትምህርትን ኤግዚብሽንን ዝተፈላለዩ ውድድራት ክካየድ ምዃኑ ሓቢራ።



እቲ መደብ ብዝተፈላለዩ ባህላዊ መሳናድኦታት ደሚቑ ኣምሰዩ።

ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ፡ ኣብ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝካየድ ኣካዳምያውን ዘይኣካዳምያውን ንጥፈታት ዝሓቑፍ ኮይኑ፡ ኣብ ሞንጎ ተመሃሮ ኮለጃት ዝህሉ ሓባራዊ ተሞኩሮ ምስግጋር፡ ንሓድነት ዘደልድል መንፈስ ውድድር ምስራጽን፡ ሓባራዊ ተመክሮ ምልውዋጥን በቲ ሓደ ሸነኽ፡ መሃዝነታዊ ዓቕሚን ነቓፊታዊ ኣጠማምታን ኣተሓሳስባ መንእሰያት ዝሕብሕብ ባይታ ምፍጣር ድማ በቲ ካልእ ሸነኽ እዩ።

ጉዳያት

# ዓመተ-ህንጸት ሰላምን ክብረትን ዝሰፈና ሓያል ሃገር

ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ባሕቲ ጥሪ ናብ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ዘመሓላለፎ መልእኽቲ ሓድሽ ዓመት፡ "ድሕሪ ናይ ሰለስተ መዋእል ተረር ጉዕዞ፡ ሓዳስ ዓመት 2020፡ ኣብ ሓድሽ ዓለማዊን ዞባዊን ሃዋህው፡ ጭቡጥ ዕድላት ኣብ ቅድሜና ኣምሪሕና ንኣትዋ ኣለና" ክብል ምግላጹ ይዝከር።

ብርግጽ ድማ፡ እዛ ዓመት'ዚኣ ፍሉይነታ ናይ ሰለስተ መዋእል ከቢድ ቃልሲ ተሰጊሩ፡ ኣብ ድርኩኺት ሓድሽ መዋእል እትርከብ ዓመት ምዃና እዩ። ኤርትራውያን ናይ ሰለስተ ወለዶታት ነዊሕ ቃልሲ (ናይ 40ታትን 50ታትን ፖለቲካዊ ቃልሲ፣ ናይ 1961-1991 ዕጥቃዊ ቃልሲ፣ ናይ ድሕሪ ናጽነት ልዑላውነት ናይ ምውሓስን ምድልዳልን ቃልሲ) ቡዲህና፡ ናብዚ ራብዓይ መዋእል፡ ብኣንጸባራቒ ዓወት ክንሰግር ዝበቃዕና፡ ሕጂ'ውን ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ዝበሎ፡ "ብቐንዱ ብውሽጣዊ ዓቕምና እዩ።"

ብህዝባዊ ግንባር ንደሞክራሲን ፍትሕን ዝዘርጋሕ ናይ ወርሒ ታሕሳስ ጽሑፍ ከምዘአምቶ፡ ምስ`ዚ ዘሎ ናይ ሰላም እዋን ብምዝማድ፡ ዓመተ 2020 ዓብይቲ ናይ መጻኢ ውጥናት እነብጋግሰላ ዓመት ኢያ። እዚ ክበሃል ከሎ ግን፡ ክሳብ ሕጂ ኢድና ኣጣሚርና ጸኒሕና፡ ንስራሕ ንብገስ ኣለና ማለት ኣይኮነን። ምስ`ቲ ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመት ካብ ቅሉዕ ወራር ጀሚርካ እገዳን ካልእ ተጻብኦታትን ኣብ ልዕለና ዝነበሮ ኣሉታዊ ተጽዕኖን ዕንቅፋትን ዘሳለጥናዮ ዕማማት እውን ቀሊል ኣይነበረን። እቲ ኣብ ዝሓለፈ መድረኻት ምስ ኩሉ ድኑትነት ጸገታትን ተጻብኦታትን ዝሰራሕናዮ ስራሕ፡ ንውጥናት ናይዚ ሓድሽ መድረኽ ድልዱል መበገሲ ስለዝኾኑ፡ ክንሕበኾሉ ዝግባእ እዩ። እዚ ሓድሽ መድረኽ ግና፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ቡበቐሩብ ከነዋህልሎ ዝጸናሕና ዘቤታዊ ዓቕሚን ዘጥረናዮ ተሞኩሮን፡ ሰላማዊ ሃዋህውን ናይ ሽርክነት ዓቕሚን ስለዝድረቡ፡ ካብዘ ዓመት'ዚኣ ንድሓር፡ ኣብ ኩሉ መዳያት ዝሓሸን ዝሰለጠን ገስጋስ ክህልወና ምዃኑ ርጉጽ እዩ።

ከምዚ ክበሃል እንከሎ፡ ኣብ መሻርኽቲ ልዑል እምነት ስለዘነበርና ኣይኮነን። ግደ መሻርኽቲ፡ መወሰኽታ እምበር፡ እቲ ቀንዲ ረቛሒ ናይ ዕብየት ኣይኮነን። ሕጂ እውን እቲ ቀንዲ እንተኣማመነሉ ጸጋ ዘቤታዊ ዓቕምናን ስራሕናን እዩ።

ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ናይ ግንቦት 2019 ዕለተ ናጽነት መደረኡ፡ ናይ ቀረባን ርሑቕን ውጥናት ኣነጺሩን ብዝርዝርን ገሊጽዎ ምንባሩ ዝዝከር እዩ። ብኡ መሰረት፡ ጥቕልል ኣቢልካ ክግለጽ እንከሎ፡ ናይዚ መድረኽ'ዚ ቀንዲ ዕዮና፡ ቁጠባዊ ዕብየት ሓፍ ዙብል መደባት ልምዓት ብምትግባር፡ መነባብሮ ህዝቢ ምምሕያሽ እዩ። ነዚ ንምግባር ድማ ኣብዝም ዝስዕቡ ጽላታት ዓቢ ስራሕ ክንሰርሕ ከድልየና እዩ።

## 1) ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ

ከም ኣብ ምምጻእ ናጽነትን ምክልኻል ልኡላውነት ሃገርን፡ ኣብ ህንጸት ምዕቡል ቁጠባ እውን እቲ ቀንዲ ወሳኒ ረቛሒ ዓቕሚ ሰብና እዩ። ኣውራ ድማ ዓቕሚን ብቕዓትን መንእሰያት። ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ገዚፍ ወፍሪ ከነፍስስ ምጽናሕና ዝፍለጥ እዩ። ከም ውጽኢቱ ድማ፡ ኣሽሓት መንእሰያት፡ ኣብ ኩለኛትን ኣብያተ ትምህርቲ ሰኑ-ኪነትን፡ ኣካዳሚያዊ፡ ሞያዊን ቴክኒካዊን ትምህርቲ እናቐሰሙ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ትካላት መንግስቲን ልምዓታዊ ፕሮጀክትታትን እናተመደቡ ንዓያዩን ክኢላዊን ዓቕምና የበርክትዎ ኣለው። መሰርሕ ምፍራይ ክኢላዊን ሞያዊን ዓቕሚ ድማ ቀጻሊ ጥራይ



ዘይኮነ እናሰፍሐን ብዓይነቱ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ እናዓረየን ክኸይድ ዘለዎ እዩ። በዚ መሰረት ኣብ ዝተፈላለየ ኩርናዓት ሃገር ተወሲኹ ሓደስቲ ማእከላት ሞያዊ ስልጠና ንምኽፋት ብውሸጣዊ ዓቕሚን ምድግጋፍ መሻርኽትን ይሰርሓሉ ኣሎ። ቁጽሪ ናይቶም ብማህደረ ትምህርቲ መንግስቲ ኣብ ወጻኢ ዘምህሮም ዘሎ መንእሰያት እውን ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናዓበየ ዝኸይድ ዘሎ እዩ። እዚ በቢቐሩብ ክድለብ ዝጸንሐ ሞያዊ ዓቕሚ እምበኣር፡ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ፡ ዝህልዎ ኣበርክቶ ብቐሊል ዝግመት ኣይኮነን። ስለዚ ድማ ቀንዲ ዕማም ናይዚ መድረኽ'ዚ፡ ነዚ ዓያዩን ክኢላዊን ዓቕሚ'ዚ፡ ብኣድማዕነት እናተጠቐምና፡ ተወሳኺ ክኢላዊን ሞያዊን ዓቕሚ እናደለብና፡ ሰብኣዊ ዓቕምና ንህንጸት ስልጡን ሃገር ከምዘበቅዕ ምግባር እዩ።

## 2) ትሕተ-ቅርጺ

ትሕተ-ቅርጺ እቲ ቀንዲ መትኒ ቁጠባዊ ዕበየት ሓንቲ ሃገር እዩ። ቁጠባዊን ንግዳዊን ንጥፈታት ውሽጢ ሃገር ይኹን፡ ምስ ጎረባብቲን ካልኦት ሃገራት ወጻኢን ዝህሉ ርክባትን ዘሰላስል ስትራተጂያዊን ሸርክነታዊን መደባት ልምዓት ንምስላጥ እምበኣር፡ እቲ ወሳኒ መንጸፍ ዝኾነ፡ ጽርግያታት፡ ወደባት፡ ሓዲዳት፡ መዕርፎ ነፈርቲን ካልእን ናይ ምውዳድን ምዝማንን ስራሕ ቀዳምነት ናይ ቀዳምነታት እዩ። በዚ መሰረት፡ ወደባት ዓሰብን ባጽዕን ደረጃኦ ክብ ናይ ምባል፡ ሓደስቲ ስትራተጂያውያን ጽርግያታት ናይ ምህናጽን ዝጸንሑ ናይ ምምሕያሽን ስርሓት ድሮ ተጀሚሩ ኣሎ። ትሕተ-ቅርጺታትና ብዘርጋሐኦ ጥራይ ዘይኮነ ብቁመናኦ እውን ኣብ ዘተኣማምን ደረጃ ንምብጻሑ ከኣ፡ እቲ መስርሕ ግዜ ዘይህብ ብቕልጡፍ ክሳለጥ ዘለዎ እዩ። ምስዚ ተኣሳሲሩ ናይ መጓዓዝያ ዓቕምና ክብ ዘብል፡ ቀረብ ኣገልግሎታት ማይን ጸዓትን ንምምሕያሽ እውን ዝኸፍ ወፍሪን ከቢድ ስራሕን ክካየድ እዩ። እዚ ድማ ናይዚ መድረኽ'ዚ ቀንዲ ዕማምና ክኸውን እዩ።

## 3) ምዕዛዝ ኣፍራይነት

ናይ ሕርሻን ጥሪትን ምህርቲ ንምስሳን፡ ከዚ ማይ ትሕተ-ቅርጺታት ኣብ ምውዳድ ዛጊት ዝተሰላሰለ ስራሕ፡ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ ምህርትና ብዝበዝሒን ዓይነትን ንምድንፋዕ ግርም መበገሲ ኮይኑ ከምዝሎ ርዱእ እዩ። ዘለና መሬታዊን ማያዊን ጸጋታት ብኣድማዕነት ክንጥቀመሉ ድማ፡ ሰፊሕ ትሕተ-ቅርጻዊን ጸዓታዊን ስርሓት ይካየድ ኣሎ። ክሳብ ሕጂ ቀሲምናዮ ብዘለና ተሞኩሮ፡ ኣብ ጽላት ሕርሻ ዘለና ዕቑር ዓቕሚ ክሳብ ክንደይ ዓቢ ምዃኑ ዘረጋግጽ፡ ኣፍራይነት ናይዚ ጽላት'ዚ ናብ ክብ ዝበለ ደረጃ ንምዕራግ ፍናን ዝህብ እዩ። ምስዚ ተኣሳሲሩ፡ ሕርሻዊ ፍርያት ዝምስርሑ ኢንዱስትሪታት ንምምዕባል፡ ሃብቲ ባሕርና ብዝለዓለ ደረጃ ንምምዝማዝ፡ ማዕድናዊን ቱሪዝማዊን ጸጋታትና፡ ኣብ ዕበየት ቁጠባዊ ሃገር ኣድማዒ ስምብራት ከምዝህልዎም ንምግባር ዝተፈላለየ ዘቤታዊን ሸርክነታዊን ፕሮጀክትታት ምትግባር ናይዚ መድረኽ'ዚ ቀዳምነትና እዩ። ጽላታት፡ ዕደና፡ ምስናዕ፡ ትሕተ-ቅርጺ፡ ሕርሻ፡ ሃብቲ ዓሳን ጥሪትን ድማ ገለ ካብቶም መሻርኽቲን ኣውፈርቲን ዓይኒ ኣውዲቐሙሎም ዘለዉ እዮም።

## 4) ምድልዳል ሰላምን ዞባዊ ምትሕብባርን

ዓመት 2019፡ ኣብዚ ሓድሽ መዋእል ቀዳመይቲ ናይ ሰላም ዓመት እያ ነይራ። እዚ ተፈጢሩ ዘሎ ሰላም ከኣ፡ ኣቓልቦና ብምሉኡ ናብ ምህናጽ ሃገርን ቁጠባዊን ዕበየትን ኣቕኒዕና ክንሰርሕ ሰፊሕ ዕድል ዝህበና እዩ። እንተኾነ፡ ሕጂ እውን ነዚ ተረኺቡ ዘሎ ሰላም ንምድልዳልን ኣብ ውሑስ ደረጃ ንምብጻሑን ሓያል ስራሕ ይሓትት። ምኽንያቱ ነዚ ዘሎ ሰላም ክዘርጉን ንድሕሪት ክመልሱ ዝህቅኑን ናይ ቀረባን ርሑቕን ሓይልታት ኣለዉ። ስለዚ ዝጸንሐ ብድሆታት፡ ዓቢ ክፋሉ ድማ ተቦንቂሩ እምበር፡ ገና መሊኡ ኣይተወገደን። ብዓቢኡ ድማ፡ እቲ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ተበጺሑ ዘሎ ስምምዕ ሰላም ብምልኣት ዝትግበረሉ ኩነታት ክንፈጥር ኣብ ቅድሜና ዘሎ ዝዓበየ ዕዮ ኢዩ። ኸኒ ኸኒ'ዚ ድማ፡ ምስ ኢትዮጵያ ጥራይ ዘይኮነ ምስ ኩለን ጎረባብቲ ሃገራት ናይ ሰላምን ምትሕብባርን መንፈስ ንምዕዛዝ ብኡ መሰረት ሓባራዊ ፕሮጀክትታት ልምዓት ናይ ምትግባርን መደባት ብሰፊሑ ክሰርሓሉ ዘለዎ እዩ።

ናይ 2020 ክንጽኡን ሃገራዊ ዕማምና ከምዚ ብጽሙቕ ዝበለ ተገሊጹ ዘሎ ኮይኑ፡ ትግባረ ናይዚ ተታሒዙ ዘሎ ዓበይቲ ውጥናት፡ ውጽኢቱ ኣብ መነባብሮ ህዝብናን ቁጠባዊ ዕበየት ሃገርናን መሰረታዊ ለውጢ ከምጽእ ዘኽእለና እዩ። ብኡ መሰረት፡ ልምዓትና ካብ ዓመት ናብ ዓመት ብዝተዓጻጸፈ ሓይሊን ዕበየትን ከምዝውንጨፍ ክንገብር፡ ኑቲ ብኣካላት መንግስቲን ግንባርን ዝሕንጸጽ ውጥናት ብጽፈት ንምትግባር፡ ናይ ኩሎም ሃገራውያን ትካላት፡ ኣብ ዝተፈላለየ ጽፍሒ ናይ ዝርከቡ ሓለፍቲን ካድረታትን፡ ብዓቢኡ ከኣ፡ ናይቶም ቀንዲ ሓይልታት ለውጢ ዝኾኑ መንእሰያት ግደ፡ ከምኡ'ውን ናይ መላእ ህዝቢ ሓያል ተበግሶን ኣድማዒ ተሳትፎን ወሳኒ እዩ።

ስለዚ ድማ፡ ምስዚ ዓበይቲ ሃገራዊ ውጥናት ንምስጓም፡ ኩሉን ትካላት መንግስቲን ሕብረተሰብን ናይ ዝሓለፈ ስርሖምን ዓወታቱን ብድሆታቱን ዕቱብ ገምጋም ብምግባር፡ ናይ 2020 ክንጽኡን ጥሙሕ መደባት ክሕንጽጹ፡ ኣብ ውሽጢ'ዚ ውጥናት'ዚ ድማ፡ ናይ ኣባላተን ኣውራ ድማ ናይ መንእሰያት ዓቕምን ብቕዓትን ዘኾልዑ፡ ኣፍራይነትን ፍርያትን ዘዕዝዙ ጽፈት ኣሰራርሓ ክብ ዘብል ተበግሶታት ክወስዳ እዚ ሓድሽ መድረኽ ዘሰክመን ተልእኾ እዩ። ከምቲ መልእኽቲ ሓድሽ ዓመት ፕረዚደንት ኢሳይያስ ዝበሎ ድማ፡ 2020 ከፉቲት ዝጠዓመ እዋን፡ ዓመት ህንጸት፡ ሰላምን ኩብረትን ዝሰፈና ሓያል ሃገር ከምእንንብራ ዘጠራጥር ኣይኮነን።

# ታሪኽ ትማሊ ብታሪኽ ሎሚ ይኸላዕ

ሃገራዊ ታሪኽ፡ መግለጺ ሚዛንን ክብረትን ሓደ ህዝቢ እዩ። ብዓይኒ ታሪኽ፡ ኩሎም ህዝብታት ሓደ ዓይነት ሚዛን ዘወሃቦም ኣይኮኑን። ብመጠን ዝገጠሞም ብድሆታትን ንዕኡ ንምስዓር ዝሓለፍዎ ታሪኽ፡ ዘጥረይዎ ክብርታትን ዝፈጸምዎ ቅያታትን፡ ርዙኑቶም ኣዝዩ ዝተፈላለየ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ዓማጺን ተጻባእን ባህርይ ዘይብሉ፡ ናቱ እምበር ዘይናቱ ዘይደሊ ወረጃ ህዝቢ እኳ እንተኾነ፡ ብሰንኪ ዓይኒ ዝስሕብ ስትራተጂያዊ ኣቀማምጣን ጸጋታትን ሃገሩ፡ ግዳይ ፖሊሲ ርእሰ-ሓያላን፡ ከም ሃገርን ህዝብን ካብ ካርታ ዓለም ክሕከኽ ፈሪድዎ ነይሩ እዩ። ኣብ ባይታ ግን፡ ኤርትራዊ ሃገራዊ መንፈስ ብቐሊሉ ዝሕከኽ ኮይኑ ኣይተረኸበን። ህዝቢ ኤርትራ፡ ጂኦ-ፖለቲካዊ ስትራተጂ ዓበይቲ ሓይልታት ዓለምና ንምርዋይ ተባሂሉ፡ ሕጋዊ መሰሉ ንናጽነት ምስ ተነፍገ፡ ጥንግናግ ዓለማዊ ውዲት ፈንጢሱ፡ ዝተመንዘዐ መሰሉ ብቐልጽሙ ንምርግጋጽ፡ ኣብ ዘመናዊ ዓለምና ሓደ ካብ'ቶም ዝጸንከሩ ነዊሕን መሪርን ሓርነታዊ ተጋድሎ ክካይድ ተገዲዱ እዩ። እዚ ነዊሕ ኩናት'ዚ ድማ፡ መዘና ኣልቦ ቅያን ጅግንነትን ኤርትራውያን ዝምስክር ድንቂ ፍጻመታት ዝሓቘፈ እዩ።

ሓደ ካብ'ቶም ጉሊሖም ዝጥቀሱ ጅግንነታዊ ፍጻመታት ሓርነታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ እቲ ቅድሚ 30 ዓመታት ኣብ ለካቲት 1990፡ ንምጽዋዕን ከባቢኣን ሓራ ዝገበረ፡ "ስርሒት ፈንቅል" ዝተሰምየ ስትራተጂያዊ መጥቃዕቲ ሓርነታዊ ሰራዊት ኤርትራ ኣብ ልዕሊ ሰራዊት መግዛእቲ ኢትዮጵያ እዩ።

ስርሒት ፈንቅል፡ ኣብ ታሪኽ ወተሃደራዊ ግጥማት ዓለምና፡ ሒደት መዳርግቲ ጥራይ ዝርከቦ፡ ብመሬትን ባሕርን እጹብ ወተሃደራዊ ቅያ ዝተፈጸመሉ፡ ብውሑሉል ወተሃደራዊ ስልቱ፡ ብበርቃዊ ቕልጣፈኡን ስፍሓት ሸፈነኡን ንዓለም ዘገረመ፡ ኣብ ክሳድ መግዛእቲ ናይ መጨረሽታ መሸንቆቑ ብምድቕዳቕ፡ መግዛእቲ ፍርቂ ዘመን ፈንቂሉ፡ ጸሓይ ሓርነት ኣድሚቑ ዘኸሰልዐ፡ ዜጋታት'ዛ ሃገር፡ ብሓበንን ኩርዓትን ንዘንተ-እለት ዝዝክርዎን ዝሕበንሉን ታሪኻዊ ስርሒት እዩ።

እዚ ኣብ ውሽጢ 72 ሰዓታት ዝተፈጸመ መስተንክር ቅያ'ዚ፡ ኣብ ወተሃደራዊ ግጥማት ሓርነታዊ ቃልስና ጎሊሑ ዝሰፈረ ብርቂ ፍጻመ ይኹን እምበር፡ ናይ እዋን ገድሊ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ናብ ከምዚ ዝዓይነቱ ጊዜፍን ስትራተጂያውን መጥቃዕቲ ክሰጋገር ቅድሚኡ ዘካየዶ ምርብራብ እቲ ዘከውሐ፡ ዘበርተዐን ሓያል ጽንዓት ዝሓተተን እዩ ነይሩ። ስርሒት ፈንቅል እምበኣር፡ ድምር ውጽኢት ናይቲ፡ ኣብ እምባታት ናቕፋ፡ ሰሜናዊ ምብራቕ



ሳሕል፡ ባርካን ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገርን ካብ 1978 እዋን ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ጀሚሩ ን12 ዓመታት መመላእታ ብዘይ እስትንፋስ ዝተኻየደ፡ ግዝኣቲ ኢትዮጵያን ርእሰ-ሓያላን ዘራያቶምን ኣላሽ ዝበልሉ ማእለያ ዘይብሉ ናይ ምርብራብ ግጥማት እዩ።

ሓርነት ምጽዋዕ፡ ድኅ መግዛእቲ ገለሁ፡ ፍናን ናይ'ቲ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝነበረ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ዝበረኸ ጥርዚ ብምድያብ፡ ንንዕዞ ናብ ምሉእ ኣግእዞ ብርቱዕ ናህሪ'ዩ ደሊቡሉ። ድሕሪ ስርሒት ፈንቅል፡ ሓርነት ኤርትራ ፍጹም ዘየጠራጥር ክስተት ምዃኑ ግሁድ እኳ እንተነበረ፡ ዓሻ ግን ክሳብ ገበጣ ዝውዳእ ስለዘጻወት፡ ግዝኣቲ ኢትዮጵያ፡ ስዕረቶም ተኣሚኖም፡ ካብ ሓሙኽሽቲ ኩናት 30 ዓመት ዝተረፈ ሱብኣዊን ንዋታዊን ጺጋታቶም ኣብ ክንዲ ምእርናብ፡ ኣብ ጸወታ ቅብጸት እዮም ቀጺሎም። እንተኾነ፡ ሕኑቕ ብዘይካ ዓፍራ ካልእ ስለዘይውጽእ፡ ኣብ ከበባ እትዮም እንከለዉ፡ ኣብ ግንባራት ጊንዳዕን ደቡብን ዝጉበርዎ ዝከቡሩ ምዕልባጥ፡ ዘምጽኦ ለውጢ ኣይነበረን። ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ድማ፡ ህዝባዊ ሰራዊት፡ ንመላእ ኤርትራ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽሩ ብምእታው፡ ቃልሲ ንናጽነት ኣብ ምዕራፉ ኣብጺሕዎ።

እዚ ዘኹርዕ ሃገራዊ ታሪኽ፡ ቡቲ ልዑል ፍቕሪ ሃገርን ህዝቢን፡ ሓያል እምነት ኣብ ዕላማ፡ መዳርግቲ ኣልቦ ጽንዓት፡ ጅግንነት፡ ተወፋይነት፡ ርእሰ ምትእምማን ዝመለለይኡ፡ ክንዮ ውልቃዊ ጣዕሚ፡ ረቡሓ መጻእቲ ወለዶታት ዘቐድም ተወፋይነት ኤርትራውያን መንእሰያት ዝተነድቀ እዩ። እቲ ቀንዲ ሓይሊ ህዝቢ ኤርትራ፡ እዚ ዝተገልጸ ሃገራዊ መንፈስን ሞራልን መንእሰያቱ እዩ። ሚዛኑን ክብረቱን ኣብ ቅድሚ ማሕበረሰብ ዓለም ኣዝዩ ረዚንን ብቐሊሉ ዘይልዓልን ዝገበሮ ረቛሒ ድማ፡ እቲ ብመንእሰያቱ ዝተሰርሐ ዘሐበን ታሪኹ እዩ።

ከም ስርሒት ፈንቅል ዝኣመሰሉ ንኽበር ታሪኽና ዘዘኻኽሩ ሃገራዊ ጽምብላት እምበኣር፡ ህላወና ንምርግጋጽ ኣብ ዙጥዩድናዮ ነዊሕ ምርብራብ ዝከደቐናዮ ዘኹርዕ ሃገራዊ ታሪኽ ብምዕቃብ፡ ንኽብረት ዘብቅዓና ሃገራዊ ሞራልን ክብርታትን ወትሩ ኣብ ቦታኡ ምህላው ንምርግጋጽ፡ መላእ ህዝቢ፡ ኣውራ ድማ መንእሰያት ናይ'ዚ መድረኽ'ዚ ቃልና እነሐድሰሉም ኣጋጣሚታት እዮም። ምኽንያቱ ዘሐበን ሃገራዊ ታሪኽ፡ ነባርነቱ ዘረጋግጽ፡ ንዕኡ ዝሃነጸ ጅግንነት፡ ባህልን ክብርታትን ከይተበረዘ እናተወራረሰ ምስዝቕጽል፡ እቲ ደራኺ ዕላማ ድማ ሽቶኡ ምስዝወቕዕ እዩ። ጽምብል ስርሒት ፈንቅል ኮነ ካልኦት ተመሳሳሊ ጽምብላት ሃገራዊ ታሪኽና፡ ነቲ ኣዝዩ ክቡርን ዘኹርዕን ሃገራዊ ታሪኽና ብምጉላሕ፡ ወትሩ ህያው ኮይኑ ክነብር ዘኽእሉ ብምዃኖም፡ መንእሰያት ጅግንነት ኣቦታቶምን ኣደታቶምን ዘድንቕሉ፡ ናይ ሓበንን ኩርዓትን ዝኽርታት እዮም። ከመይሲ፡ ዘኹርዕ ሃገራዊ ታሪኽ - ዋንኑ ናይ ሰራሕቱ ዘይኮነ ብቐንዱ ናይ ወረስቱ እዩ። ከመይሲ እቶም ነዚ ዘኹርዕ ታሪኽ ዝሰርሑ፡ ንመጻእቲ ወለዶታት ክብረት ኣንናጺፎም ሓሊፎም እዮም። ሓርበኛ ኣይነበርን እዩ፡ ታሪኹ እዩ ነባሪ!

ብኸምዚ ዝኣመሰለ፡ እምብዛ ዘሐበንን ዘኹርዕን ጅግንነታዊ ታሪኽ፡ ሓርነቱ ብገዛእ ቅልጽሙ ዝጨበጠ ገድለኛ ህዝቢ ኤርትራ፡ ንናጽነት ከም ቅድመ ኩነት ንምህናጽ ፍትሒን ራህዋን ዝሰፈኖ ስልጡን ሕብረተሰብ እምበር፡ ከም ናይ መወዳእታ ዕላማ ጠሚትዎ ኣይፈልጥን። በዚ ድማ ድሕሪ ሓርነት፡ ረመጽ ሓርነታዊ ኩናት ኣጥፊኡ፡ በሰላ ኩናት ኣሕውዩ፡ ብዘተዓጻጸፈ ጻዕሪን ህርኩትናን ኣብ ጎደና ስልጣነ ንኽጽንበር፡ ኣብ ዳግማይ ገድሊ ንህንጻትን ልምዓትን ሃገር ተጸሚዱ ይርከብ። ተረኪቡቲ ወለዶ ድማ፡ ብመጠን ዘሐበን ታሪኽ ወለድና፡ ኣብ ምውሓስ ልኡላውነት ሃገር ኮነ ኣብ ልምዓታዊ ተጋድሎ፡ ብርቂን ኣብነታዊን ቅያታት ኣብ ምፍጻም ንርከብ ኣለና።

ራእይን ዕላማን ሰማእታት ፈንቅል ኮነ ኩሎም ናይ ቅድሚ ናጽነትን ድሕሪ ናጽነትን ስዉኣትና... ሓርነት እዩ። ሓርነቱ ብሓርነቱ፡ ዝለዓለ ዕያር ናይ ሓርነት። ኩለንተናዊን ምሉእን ሓርነት። ናጽነት፡ ዝበረኸ ሃገራዊ ዕላማ ንምጭባጥ ከም መሰረት ዜገልግልና ባይታ ጥራይ እዩ ነይሩ። እቲ ዝበረኸ ዕላማና መንፈሳዊን ነገራዊን ጠለባት ዜጋታት ብምልኣት ዘረጋግጽ፡ ምዕሩይ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ዕብየት ምርግጋጽ እዩ። ባህጊ ህዝቢ ኤርትራ ንሱ እዩ። እዚ ባህጊ'ዚ፡ ሎሚ እውን ከም ትማሊ ብጻዕሪ ተረኺቡ ሕድሪ ወለዶ እዩ ዘሰምር። ስለዚ ድማ'ዩ ጻዕርና ጻዕሪ ናይ'ዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት ካብ ምንጪ ዘሐበን ታሪኽና ጸዓት እናሰነቑ፡ ክሳብ መወዳእታ ማይል ዜልሓጥ ከይበለ ክቕጽል ዘለዎ። ታሪኽ ትማሊ ብታሪኽ ሎሚ ስለዝዕቀብን ስለዝኹላዕን። ክብሪን ሞገስን ኑቶም ሃገራዊ ክብረት ዘጓናጸፉና ጀጋኑ ኣሕዋትናን ወለድናን! የሃና ኑቲ ትብዓቱን ጅግንነቱን መለክዒ ዘይርከቦ ሰራሕ ተኣምር መንእሰይ ኤርትራ!!



# መን'ዩ ሃገራዊ መንእሰይ?

እዚ "መሬትና፡ ባሕርና፡ ርስትና፡ ዓድና፡ ሃገርና" እናበልና ብሓበን እንጽውዖን እንቕመጦን ክፋል ናይ ዓለምና፡ ናትና ናይ ኤርትራውያን እዩ እንብሎ በየናይ ጭብጢ እዩ? ዝኾነ ነገር'ከ (ይዕበ ይንኣስ) ናተይ፡ ዋንነተይ እትብሎ ብኸመይ እዩ?

ዋንነት፡ መሰረቱ ታሪኽ እዩ። ንኣብነት ናይ ሓደ ብሕታዊ ህንጻ ወይ ትካል "ወራሲ ኣነየ" ኢልካ ኣብ ቤት-ፍርዲ ቀሪብካ ክትምጉት፡ ወራሲ ምዃንካ ዘረጋግጽ ናይ ትውልዲ ወይ መንነት ታሪኽ ክህልወካ የድሊ። ብዘይብኡ ወራሲ ክትከውን ኣይትኽእልን ኢኻ። በዚ መንጽር ክንርእዮ እንከለና፡ መንነት መሰረቱ ጸኒሑ ታሪኽ እዩ። ንሕና ወረስቲ ናይ'ዛ ሃገር ዝኾንና፡ ብመንነትና እዩ። መንነትና ድማ ሕሉፍ ታሪኽና ማለት እዩ። ብሓጺሩ ዋናታት ናይ'ዚ እንሰፍሮ ዘለና መሬትን ባሕርን ክንከውን ዝገበረ፡ ታሪኽ ወለድና እዩ።

ንወዲ-ሰብ ካብ እንስሳ ዝፈልዮ ዝዓበየ ረቛሒ እንታይ'ዩ እንተድኣ ኢልና፡ ታሪኽ እዩ። እንስሳታት ታሪኽ የብሎምን። እንስሳ ወለዶኡ ኣይፈልጥን እዩ። ታሪኾምን ውርሻኦምን የብሉን። ሰብ ግን ወለዶኡ ይጽብጽብ ጥራይ ዘይኮነ ወለዱ ነዛ ዓለም ብኸመይ ሓሊፎማ ዛንታኦም የጸንዕን ይመራመርን ታሪኾም፡ መንነቶምን ርስቶምን ከኣ ይወርስ። ኣብ መንነቱ ርስቱን ታሪኹን ሰራቱ ኾኣ፡ ህሉውን   መጻኢን ጉዕዞኡ ይትልም። ስለዚ ታሪኹን ውርሻታቱን ዘይፈልጥ፡ ብታሪኹን ውርሲታቱን ዘይግደስን ክዕቅቦ ዘይቃለሰን ዘይሰርሕን ብኻልእ ኣዘራርባ ከም እንስሳ ክምሰል ይኽእል እዩ።

ታሪኽና እንብሎ ግን ኣየናይ እዩ? ታሪኽና እንብሎ፡ ናይ ብረታዊ ቃልሲ ወይ ድሕሪ ናጽነት ታሪኽ ጥራይ ኣይኮነን። ጥንታዊ ዛንታ ወለድናን ቅርሲታትናን፡ መሰረት ታሪኽናን ሃገራዊ መንነትናን እዩ። እዚ እንርከበሉ ዘለና መሬትን ባሕርን ኣብ ዓለምና ኣዝዩ ስትራተጂያዊ ስለዝኾነ፡ ኣቦታትና ነዚ ቦታ'ዚ ዓቂቦም ከጽንሑልና፡ ብመሬት ይኹን ብባሕሪ ዝመጹ ወረርቲ ክከላኸልሉ ከቢድ ዋጋ ከፊሎም እዮም። ሰቕ ኢሉ ዝተዋህበና ወይ ተቐሚጡ ዝጸንሓና ኣይኮነን። ርሑቕ ከይከድና ኣብ ዘመነ መግዛእቲ፡ ታሪኽ፡ መንነትን ርስቲን ንምዕቃብ ኣንጻር ጣልያን ገጢሞም ዝወደቑ፡ "ኣይንግዛእን!" ኢሎም ዝተረሸኑን ዝተሓየሩን ኤርትራውያን ውሑዳት ኣይነበሩን። ናይ 40ታትን 50ታትን ብሰላማዊን ሕጋዊን ኣገባብ ዝተኻየደ ፖለቲካዊ ቃልሲ ድማ፡ መቐጸልታ ናይ'ዚ ታሪኽ ምዕቃብ ርስቲን መንነትን ኮይኑ፡ መሰረት ናይ'ቲ ድሕሪኡ ዝሰዓበ ታሪኽ ሓርነታዊ ቃልሲና እዩ።

እቲ ምስ ርእሰ ሓያላን ኣመራጻን ሶቭየትን ተረባሪቡ፡ ናጽነት ዘምጽአ ወለዶ ብረታዊ ቃልሲ፥ እቲ ዝኸበደ ዋጋ እተኸፍሎ ሃገራዊ ታሪኽ ኣውራሲና ዝሓለፈ ክቡር ወለዶ እዩ። ናይ ድሕሪ ናጽነት ወለዶ ኸኣ፡ ልኡላውነት ሃገሩ ክዕቅብ ብመስተንክራዊ ጅግንነት፡ ነቲ ታሪኽ'ቲ ዝደርዐ መንነት፡ ርስቲን ታሪኽን ናይ ምዕቃብ ዓቢ ሞያ ፈጺሙ።

ኩሉ'ዚ ንዓና መንእሰያት ሃብታም ውርሻ እዩ። ካበይ ከምዝመጻእና? ብኸመይ ዋናታት ናይ'ዚ መሬትን ባሕሪን'ዚ ከምዝኾንና ዘረጋግጸልና ጭብጢ ንሱ እዩ። ወረስቲ ሃገር ንሕና ካብ ኮንና እምበኣር፥ ታሪኽ እዚ ሃገር'ዚ ኣጸቢቕና ክንግደሰሉ ከዘጊንያን ክንመራመረሉን፣ ካልእ ተወሳኺ ታሪኽ ብምስራሕ ክንዕቅቦን፡ ወረስቲ ጥራይ ዘይኮነ ሓለውቲ ርስቲ ምዃንና ኣሚንና ቀጻልነቱ ከረጋግጽን ናብ ዝቕጽል ወለዶ ከነመሓላልፎን ሓላፍነት ኣለና።

ብመንጽር ንቕሓተ-ሕልና፡ ኣብ ዝኾነ ሕብረተሰብ ክልተ ዓይነት ሰባት ይርከቡ። እዚ ፍልልያት'ዚ፥ ኣብ መንእሰይ ክፋል ሕብረተሰብ ዝያዳ ጎሊሑ ይርኣ። ብርኽ ዝበለ ንቕሓትን ሰፊሕ ኣጠማምታን ዘለዎም መንእሰያት፡ ወትሩ ብጉዳይ ህዝብን ሃገርን ስለዝሓስቡ፡ ካብ ውልቃዊ ዕላማን ጥቕሚን ንላዕሊ ሓባራዊ ዕላማ የገድሶም። እቶም ብመንጽር ንቕሓት ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዝሰርዑ ድማ፡ ዝያዳ ኣብ ውልቃዊ ህይወቶምን ስርሖምን የድህቡ። በዚ ድማ፡ ክልቲኦም ተወለድቲ ሓደ ሃገርን ወረስቲ ሓደ ርስቲን ክንሶም፡ እቲ ሓደ ንጡፍ ወራሲ እቲ ካልእ ልኡም ወራሲ ኮይኖም ይፈለላዩ። ካብ'ዞም ክልተ ወረስቲ መን'ዩ ሃገራዊ? መን'ዩ'ኸ ተወላዲ ሃገር? እንተድኣ ኢልና ድማ፡ መልሱ ርዱእ እዩ።

ሃገርና ኤርትራ ብኣዝዩ ነዊሕን ጸንኩርን ናይ ቃልሲ መድረኻት ዝሓለፈት ከም ምዃና መጠን፡ ኣብ መንጎ ንጡፍ ወራሲን ልኡም ወራሲን ኣብ መንጎ ሃገራዊን ተወላዲ ሃገርን ዘሎ ፍልልይ ደሚቑ ክርኣየና ይኽእል እዩ። ዜጋ ክንሱ፡ ኣብ ጉዳይ ግዝኣ ሃገሩ ጓና ወይ ናይ ርሑቕ ተዓዛቢ ክኸውን ዝመረጸ ውሑድ ኣይኮነን። ስኣን ፍልጠት፡ መንነት፡ ርስቲን ታሪኽን ናይ ምዕቃብ ሓላፍነት ዝዘንገዐ እውን ብዙሕ እዩ። ሃገራዊ ጉዳይ ንካልኦት ጥራይ ከምዝምልከት ገይሩ ዝርኢ፥ ብኡብሱ-ፍትወትን በለጽን ካብቲ ሓባራዊ ዕማም ምዕቃብ ርስቲን መንነትን ታሪኽን ኣግሊሉ ዝጸንሐ እውን ቁጽሩ ቀሊል ኣይኮነን። ከምዚ ዓይነት ተርእዮ፡ ኣብ ዓለምና ሓድሽ ኣይኮነን። ኣብ ኩሉ ሕብረተሰባት ዘሎ እዩ። መርኣያ ፍልልይ

ንቅሓትን ሕልናን ናይ ሰባት ድማ እዩ።

ሃገራዊ መንእሰይ ዝበሃል እምበኣር፡ እቲ ብንቅሓት፡ ልቦናን ትብዓትን ጾብለል ኢሉ፡ ሕሉፍ ታሪኹን ህልዊ ሓላፍነቱን ብዝግባእ ፈሊጡ፡ ሓላው ዓዱን ርስቱን ዝኾነ መንእሰይ እዩ። ሃገራዊ መንእሰይ እቲ ብፍልጠቱን ጉልበቱን መሬቱ ንምልዋጥን ምምዕባልን መሪሕ ተራ ዝጻወት መንእሰይ እዩ። ሃገራዊ መንእሰይ፡ እቲ ካብ ውልቃዊ ህይወቱ ንላዕሊ፡ ሓበራዊ ባህጊን ዕላማን ኣገዲሰዎ፡ ኣብ ዝዓበየ ዕማም ሃገር ተጸሚዱ፡ ብዘይ ብቂ ጉልበቱን ኣእምሮኡን ንድሕነትን ምዕባለን ህዝቡ ዝለገሰን ህይወት ኣብ ዝጥለበሉ እውን፡ ዘይትትካእ ህይወቱ ዝወፈየን ብሉጽ ዜጋ እዩ።

ናይ ሰለስተ ወለዶታት ጽንኩር ቃልሲ ብዓወት ሰጊርና፡ ናብዚ ሓድሽ መድረኽ ኣብ እንሰጋገረሉ እዋን እምበኣር፡ ኑቲ ኑብሱ ወፍዩ፡ ታሪኽ፡ መንነትን ርስቱን ንምዕቃብ ዝተረባረበ ሃገራዊ መንእሰይ ኣዝዩ ልዑል ክብሪ ክንህቦ ግቡእ እዩ። ንሱ እንተዘይኑበር፡ ንሱ ሓለዋ እንተዘይቀውም፡ ንሱ እንተዘይጸንዕ፡ ንሱ እንተዘይጽመም ሃገር ኣምበይ ምቼመት፡። ከም ብዙሓት ካልኦት መዛናኡ "እንታይ ገደሰኒ" እንተዝብል፡ ውልቃዊ ህይወተይ ይዓብየኒ ኢሉ እንተዝግልል፡ ርስቲን መንነትን ኣምበይ ምተሓለወን።

የግዳስ ኣብ መውዳእታ ወረስቲ ታሪኽ፡ መንነትን ርስቲን ኩልና ኢና። ንጠፋት ወረስቲ ንኹን ልኡማት፡ ደቂ ሃገር ምኳንና ኣይተርፍን። መን'ዩ ተወላዲ ሃገር፡ መን'ዩ ሃገራዊ ግን ክንጽር ኣገዳሲ እዩ።

ሃገርና ኣብ ጎደና ዓወት ጸኒዓ ክትቀውም ዝኸኣለት፡ በቶንዱ ሃገራውያን መንእሰያት ብዘርኣይዎ ተወፋይነት እዩ። እሞ'ኸ ንምዕባለ ሃገርን ህዝብን ብኹለንተናኡ ዝተወፈየ መንእሰይ... ኣብ መውዳእታ እንታይ'ዩ ዝረብሖ? ርግጽ'ዩ ካብ ዕላማኻ ምውቃዕ ዝዓቢ ረብሓ የለን። ካብኡ ንላዕሊ ዕግበትን ባህታን ክፈጥር ዝኽእል ነገራዊ ረብሓ እውን ክርከብ ኣይክእልን። እንተኾነ ረብሓ ናይ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ፡ ታሪኽ ምስርሑን ብኡ ዝሰምዖ ዕግበትን ጥራይ ድዩ? ኣብ መውዳእታ'ኸ ፍረ ጻዕርን ተወፋይነትን ኣብ ዝሕፈሰሉ፡ ሃገር ንዘበርከተን ዘየበርከተን ብማዕረ ድያ ትብጽሖም? ኩልና ክንሓስበሉ ዝግባእ እዩ።

ከቢድ ናይ ቃልሲ እዋን ብንቅሓት ትብዓትን ጽንዓትን ሰጊሩ፣ ርስቲን መንነትን ዝዓቀበ መንእሰይ፡ ኣብ መውዳእታ፡ ሓለፋ ሞሳ ክህልዎ ይግባእ እዩ። ብልግሲ ወይ ጽቡቕ ድሌት ናይ መንግስቲን ሕብረተሰብን ኣይኮነን። ብሞንታዊ ዓይኒ እውን ዝሰርሐን ዘይሰርሐን ማዕረ ኣይኮነን። ኣብ ፈታኒ እዋን፡ ንድሕነት ሃገርን ህዝብን ሓለዋ ዝቖመ፡ ኩሉ ዕድላቱ ሰዊኡ ንሃገር ሓለፋ ዝሰርሐ ዜጋ ማዕረ'ቲ ልኡም ወራሲ ክርአ ልክዕ ኣይኮነን። ማዕረ ዝሰርሐ መሰሉ ዝረኽበሉ ስርዓት ምውዳድ ናይ መንግስቲን ሕብረተሰብን ሓላፍነት እዩ። ሃገር ንዕኡ ዝምልከት ንጹር ስትራተጂን ፖሊሲን ክህልዋን ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ።

ኣብዚ ሕጂ ዘሎ መድረኽ ኳንካ ክትርእየ ምናልባት እቲ ዓቕሚ ድሩት ስለዝመስል፣ ትግባሪኡ ዘይከኣል ይመስል ይኸውን። ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ግን፡ ልዑል ሃገራዊ ዓቕሚ እናተጠርየ ክኸይድ እዩ። ምኽንያቱ ኣብዚ ሃገር'ዚ ዘሎ ዕቑር ጸጋታትን ዕድላትን ቀሊል ኣይኮነን። ዝያዳ ዘበርከተ ጥራይ ዘይኮነ፡ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ኣጻደ ራህዋ ዜዒመሉ እዋን ርሑቕ ኣይኮነን። ኩሉ ዜጋ ዓይነት ህይወቱ ኣብ ዝበለጸ ደረጃ ክሰጋገር እዩ። የግዳስ፣ ኣብ ዝኾነ ደረጃ ምዕባለን ብልጽግናን ኣብ ኣነባብራ ሕብረተሰብ ተርታ ምንጻር ኣገዳሲ እዩ። እቲ ቅድሚት ዝስራዕን ዝያዳ ዝረብሕን ኩሉ ሳዕ እቲ ዝያዳ ዘበርከተ ሃገራዊ ክኸውን ግድን እዩ። ሃገራዊ ንቅሓትን ኣርኣያነትን በዚ መገዲ'ዚ ስለዝኹስኩሱ።

## ይኣክል

ክርዳድና ቦቅጽና ደምሃይና ክኸመር
መንፈትና ኣርቂቕና ሓርጭና ክንጸር
እናተጋደልና ብጽፍሪ ክንኑበር
እምባ ዘናደዩ ኣፍራህምም ጸጸር
ኣኸለ ኢላ ቤትና ተቐይሩ ማህደር

ሃለኽለኽ ገድሊ ጸማ ከይተኸፍሎ
ራህዋ ከይጠዓመ ክንደይ ሓሊፉ `ሎ
ዋርሳይ እኳ ዋርሳይ መምህር ዓቕሊ ኾይኑ
ምስ ሞት ድሎ ድሎ
እቶት ናይ ከርተትና ዓውዲ ይጽቀጥ ኣሎ
መጫሎኻ ኣቕብል ማስኣይ ድሉው ኣሎ

ገድሊ ርብዒ ዘበን ብዘይ ፍላይ መድሎ
መንጠሰዋስ ዘጽሓየ ዋርሳይ ረመጹ
ዝተሓመሎ
ግዙሩለይ ከይበለ ዶባቱ ይሕሉ `ሎ
ግዙሩለይ ከይበለ ሰደት ሰፊሩ`ሎ
ተሰፋኡ ኣይረመሰን ገና ምስ ዓቕሉ `ሎ

ንሱ`ኳ ዘይበለ ሕሳብ ዕጸውለይ
መን ንመን ክፀጹ ዓቕለይ ዝደሞዝዩ
ንዒ ንዓ ንዑ ግዳ ተወዲኡ`ዩ ዓጺድ
እኩብ እኩብ ኢልና ዓውድና ነኽይድ

ገለ ክፋል ካብ ግጥሚ ይኣክል
ብኣወል ሰዒድ

# ትንታነ

# ኣህጉር ኣፍሪቃ
# ቦታኣ ኣብ ሓድሽ ዓለማዊ ስርዓት

ዓለምና ኣብ ዝሓለፈ ክፍለ-ዘመን፡ ብዘመነ መግዛእቲን ዝሑል ኲናትን ሓሊፉ፡ ናብቲ ድሕሪ ውድቀት ሕብረት-ሶቭየት ብኣመሪካን መሻርኽታን ዝተሃቀነ፡ ሓደ ቁጥባዊ ስርዓት ናይ ምፍጣር ሃቐነ ሰጊሩ፡ ናብ ዝተፈልየን ሓድሽ መድረኽን ኣብ ምስግጋር ትርከብ ኣላ። ሳላ ምስፍሕፋሕ ስልጣነን ቴክኖሎጂን ድማ፡ ብዙሓት ሃገራት፡ ኣብ ጎደና ቅልጡፍ ዕብየት ተጸንቢረን ይርከባ።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ናይ ምስግጋር እዋን፡ እተን ብቑጠባን ፖለቲካን ኣዝየን ጸለውቲ ክኾና ዝበቕዓ ሃብታማትን ምዕቡላትን ሃገራት ዓለምና፡ ዓይነን ናብ ኣህጉር ኣፍሪቃ ብምውዳቐ፡ ምስ ኣፍሪቃ ዘለወን ዝምድናን ርክባትን ንምስፋሕ ዝዓለመ ዋዕላታትን ቁጠባዊ መድረኻትን ክሕንግዳ ይርኣያ ኣለዋ። ብማዕከናት ዜና ከምእንሰምዖ፡ ሓባራዊ ዋዕላ ሩስያ-ኣፍሪቃ፣ ኣመሪካ-ኣፍሪቃ፣ ቻይና-ኣፍሪቃ፣ ጃፓን-ኣፍሪቃ፣ ህንዲ-ኣፍሪቃ፣ ሕብረት-ኤውሮጳ-ኣፍሪቃ፣ እንግሊዝ-ኣፍሪቃ፣ ጀርመን-ኣፍሪቃ፣ ፈረንሳ-ኣፍሪቃ እናተሰምየ ዝካየድ ዋዕላታት ብዙሕ እዩ።

ለባም ተዓዛቢ፡ እዘን ምዕቡላት ወይ ጸለውቲ ዝበሃላ ሃገራት ዓለምና፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን፡ ምቅድዳም ብዝመስል መልክዕ፡ ኣዒንተን ናብ ኣህጉር ኣፍሪቃ ብምውዳቐ፡ ዋዕላታትን ቁጠባዊ መድረኻትን ዘሕንግዳሉ ዘለዋ ምኽንያት እንታይ ኮን ይኸውን ኢሉ ክሓስብ ባህርያዊ እዩ። ብርግጽ ድማ ዕላማኡን ድርኺቱን እንታይ'ዩ? ትጽቢታዊ ውጽኢቱ ነተን ጸለውቲ ሃገራት ይኹን ንህዝብታት ኣፍሪቃ'ኸ እንታይ ክኸውን ይኽእል? ኢልካ ምሕሳብ ኣገዳሲ እዩ።

ከምዝፍለጥ መዋእል ዝሑል ኲናት፡ ህዝብታት ኣፍሪቃ ካብቲ ቅድሚኡ ዝነበረ ጸልማት ናይ ቀጥታዊ መግዛእቲ ዘመን ወጺኦም፡ ካብ ግብትናን ዝምታን ንምንጋፍ ቃልሲ ዘካይድሉ ዝነበሩ፡ ክንዮ ስማዊ ናጽነት ብግብሪ ናጻ ሃገራት ናይ ምህናጽ ፈተነታት ዝተሃቀነሉ መድረኽ እዩ ነይሩ። የግዳስ እቲ ሓርነትን ፍትሒን ንምርግጋጽ፡ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ርግኣት ንምውሓስ፡ ካብ ዝምታን ምዝመዛን ብምግልጋል፡ ህዝብታት ኣፍሪቃ ዕብየትን ራህዋን ኪጓናጸፉ ዘኽእሎም ባይታ ንምፍጣር፡ ገስጋሲቲ ሓይልታት ዘካይድዎ ዝነበሩ ቃልሲታት፡ ብሰንኪ ፖሊሲታት ሓድሽ መግዛእቲ፡ ከምኡ'ውን መግትኢ ዘይነበሮ ናይ ዕብለላን ዝምታን ሸርሒታትን ዛዕባታትን በቲ ሓደ፡ ብውሽጣዊ ምግምማዕን ብልሽውናን ዘይቅርዑይ ኣካይዳን ኣፍሪቃውያን ድማ በቲ ካልእ፡ ኣይተዓወተን ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣፍሪቃ ናይ ቅልውላዋትን ኲናትን፡ ጥሜትን ስቅያትን ማእከል ስሕበት ተቐይራ፡ ከም ሳዕቤኑ ብኹሉ መዳያት ካብ ዓለማዊ ግስጋሰን ዕብየትን ዝተሃመሸት፡ ናይ ድሕረት ክፍለ-ዓለም እያ ኮይና።

ብኣህጉር ደረጃ ባህጊን ሃንቀውታን ህዝብታት ኣፍሪቃ ንምጭባጥ ኣብ መፋርቕ መዋእል ዝሑል ኲናት ማለት ኣብ 1963 ዝተመስረተ፡ ውድብ ሓድነት ኣፍሪቃ፡ ኣብቲ ዝቖጸለ ናይ ኣርባዕተ ዓሰርተ



ዕድመኡ፡ ነቲ ዝተደልየ ሸቶታት ክወቅዕ ኣይተኻእሎን። በዚ ምኽንያት ዝሓሸ ኣወዳድባ ክግበረሉ ኣለዎ ተባሂሉ፡ ብሞዴል ኤውሮጳዊ ሕብረት ኣብ 2002 ሕብረት ኣፍሪቃ ተመስሪቱ። የግዳስ ሕብረት ኣፍሪቃ እውን ካብ ዝተመስረተሉ እዋን ጀሚሩ ክሳብ ሕጂ፡ ካብቲ ናይ ውድብ ሓድነት ኣፍሪቃ ብዘይሓይሸ፡ 90% ፕሮጀክትታቱ ብናይ ወጻኢ ትካላ ዝምወል፡ ልዕሊ 50% ምምሕዳራዊ ባጀቱ ብምጽወታ ዝሽፈን ምኻኑ ጥራይ ምርኣይ፡ ንኩነተ-ህላወኡ ጽቡቕ ገይሩ ዘጉልሕ እዩ።

ዝበዝሕ ምስ ኣፍሪቃ ዝጸንሐ ዝምድናታት ወይ ምትሕግጋዝ ናይ ዓበይቲን ጸለውቲን ዝበሃላ ሃገራት ዓለምና እምበኣር ንኣፍሪቃ ናይ ባዶ-ድምር (zero sum game) ጸወታ ኮይኑዋ እዩ ጸኒሑ። በዚ ጸገም'ዚ ንካልኦት ምኽሳስ ወይ ምሕማይ ልሙድ ኮይኑ እኳ እንተጸንሐ፡ እቶም ቀንዲ ተሓታቲ ግን ኣፍሪቃውያን ባዕሎም እዮም። እዚ ማለት ግን፡ ንተራ ናይቶም ካልኦት መሻርኽቲ ናጻ ንምግባር፡ ወይ ኣብ ምርማስ ጉዕዞ ህንጸት ኣፍሪቃን ምንዋሕ

ስቓይ ኣፍሪቃውያንን ዝነበሮም ግደ ንምንእኣስ ኣይኮነን።

መዋእል ዝሑል ኲናት ሓሊፉ፡ ህቀና ቀጽሪ እንኮነት እውን ከቢድ ዕንወትን ሕንፍሽፍሽን ኣኸቲሉ ብፍሽለት ኣብቂዑ፡ ሎሚ ዓለማዊ ኩነት ናብ ካልእ ዝተፈልየ ሓድሽ መዋእል ይሰጋገር ኣሎ። ኣብዚ ሕጂ ዝእቶ ዘሎ ሓድሽ መዋእል'ከ ጉዕዞ ኣፍሪቃ ከመይ ክኸውን እዩ? በቲ ዝነበሮ ድዩ ክቕጽል ወይስ እቲ ነዊሕ ሱር ዝሰደደ ጸገማት ክፍታሕ እዩ።

ሕጂ እውን ፍታሕ ናይቲ ዝጸንሐ ሽግር ምርካብ፡ ብቐንዱን ብቐዳምነትን ሓላፍነት ናይ ኣፍሪቃውያን እምበር ናይ ካልኦት ክኸውን ኣይክእልን። ሽግር ኣፍሪቃ ብካልኦት ጸለውቲን ምዕቡላትን ሃገራት ዓለምና ፍታሕ ክርከበሉ ትጽቢት ክግበር ኣይክኣልን። እዚ ሕጂ ፋሽን ኮይኑ ዘሎ ምስ ኣህጉር ኣፍሪቃ ዝካየድ ዋዕላታትን ድግሳትን ድማ፡ ሓድሽ ምህዞ ወይ መድሃኒት ኮይኑ ንኩነተ-ኣፍሪቃ ብመሰረቱ ክልውጦ ይኽእል እዩ ኢልካ ክሕሰብ ኣይክእልን። ናይ ኣፍሪቃ ውሽጣዊ ክውንነት ክሳብ ዘይተለወጠ፡ ሓቀኛን ምዕሩይን ሽርክነት ክምስረት ዝከኣል ኣይኮነን። ኣፍሪቃውያን ንሽግራቶም ባዕላቶም ፍታሕ ምስ ረኸብሉ ጥራይ እዩ፡ እቲ ልክዕን ውጽኢታዊን ኣድማዒን ዝያዳ ኩሉ ድማ ምዕሩይ ናይ ምትሕግጋዝን ሽርክነትን ሃዋህው ክፍጠር ዝኽእል።

እዚ ሓቂ'ዚ ብቐንዱ ኣፍሪቃውያን ክግንዘብዎ ዝግባእ ኮይኑ፡ ምስ ኣፍሪቃውያን ዋዕላታት ኣብ ምክያድ ዝርከባ ሃገራት እውን፡ ነዚ ሕሉፍ ተሞኩሮ'ዚ፡ ኣብ ግምት ከእትውኦ ይግብኦን እዩ። እቲ ምስ ኣፍሪቃ ዝደልይኦ ዘለዋ ሽርክነትን ምትሕግጋዝን ብልክዕ እንታይ'ዩ? ብኸመይ መልክዕን በየናይ ኩርናዕ ናይ ኣመለኻኽታን? ርግጽ እዩ፡ ነፍሲ ወከፈን ነናተን ፍሉይ ዛዕባታትን ኣመለኻኽታን ክህልወን ይኽእል እዩ። ንኹሉ ጠቕሊልካ ከምዚ እዩ ዕላማአን ኢልካ ኣብ መደምደምታ ክብጻሕ ኣይክኣልን። ብሓፈሻ ግን ድርኺት ናይዚ ምትሕግጋዝን ሽርክነትን ዝበሃል ዘሎ፡ ብቐንዱ ጥረ-ንዋት ኣፍሪቃ ብውሱን መጠን ከኣ ዕዳጋታት ንምንዳይ ወይ እውን ንፖለቲካዊ ዕላማታት መሓዙት ኣብ ጎድን'ካ ንምስላፍ ጥራይ እንተኾይኑ፡ ካብቲ ናይ ቀድሚ ሕጂ ዝምድናታት ብዙሕ ፍልልይ ክህልዎ ኣይክእልን።

መላእ ኣፍሪቃ ኣዕሚምካ ሓደ እዩ እኳ እንተዘይተባህለ፡ ዝበዝሕ ግን ተመሳሳልነት ኣለዎ። ኣፍሪቃ ከም ኣህጉር ሕጂ እውን ኣብ ትሑት ደረጃ ምዕባለ እያ እትርከብ። ኣብ ርእሲኡ፡ ኣብ ብዙሓት ሃገራት ዘቤታዊ ኤትኒካዊን ቀቢላዊን ካልእን ምግምማዕን ድኻማትን ኣሎ። ኣብ መብዛሕአን ሃገራት ኣፍሪቃ ዘሎ ትካላት መንግስቲ፡ ዘይምዕቡልን ዕሽልን ኣብ ርእሲ ምኳኑ ብልዑል መጠን ብልሽውና ዝተበከለ እዩ። ኣብ ከምዚ ዓይነት ሃዋህው፡ ምስተን ገዚፍ ቁጠባዊ ዓቕሚን ምዕቡል ትካላትን ዘለወን ሃገራት ምዕሩይ ሽርክነትን ናይ ምትሕግጋዝ ባይታን ምፍጣር ዝሕሰብ ኣይኮነን። ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ ድማ፡ ምዕቡላት ሃገራት፡ ኣብ ባህርያዊ ሃብቲ ኣፍሪቃ ጥራይ ብምግዳስ፡ ነዚ ናይ ኣፍሪቃ ድሕረት ከም ዕድል ዝቘጽርኦ እንተኾይነን፡ እቲ ክፍጠር ዝኽእል ሽርክነት ናይ መዘማዚን ተመዘማዚን ምኳኑ ኣይተርፎን። እዚ ድማ፡ ንኣፍሪቃ መሊሱ ዝድህኽ እምበር ዘማዕብል ክኸውን ኣይክእልን።

መጻኢ ርክባት ኣፍሪቃን ምዕቡላት ሃገራትን እምበኣር፡ ብዕምቈትን ምስትውዓልን ክርአ ዘለዎ እዩ። እቲ ክምስረት ዝድለ ዘሎ ዝምድና ናይ ብሓቂ ንምዕባለ ኣፍሪቃን ምዕሩይ ሽርክነትን መገዲ ዝጸርግ እንተኾይኑ፡ ኣድላይነቱ ርዱእን ቅቡልን እዩ። ንናይ ሓደ ወገን ረብሓ እንተኾይኑ ግን ትርጉም ክህልዎ ኣይክእልን።

ኣብ ጥቅምቲ ናይ ዝሓለፈ ዓመት ኣብ ዝተኻየደ ዋዕላ ሩስያ-ኣፍሪቃ ዝተረኽበ፡ ላዕለዋይ ልኡኽ ኤርትራ ነዚ ዘዘኻኽር መልእኽቲ ምቕራቡ ኣብ ግዜኡ ብማዕከናት ዜና ተገሊጹ ነይሩ። ጽማቝ ትሕዝቶ ናይቲ መልእኽቲ፡ ዋዕላታት ኣፍሪቃን ጸለውቲ ሃገራትን፡ ብግብሪ ትርጉም ክህልዎን ንናይ ሓባር ረብሓ ከገልግልን እንተኾይኑ፡ ዓበይቲን ምዕቡላትን ሃገራት ዝኽተልኦ ፖሊሲታት ካብቲ ንነዊሕ እዋን ቅዲ ኮይኑ ዝጸንሐ ልሙድ ክሊሽ (stereotype) ወጺኡ፦

- ምስ ህልውን መጻኢን ዓለማዊ ኩነታት ብወድዓውነት ዝዛመድ፣

- ናይ ኣፍሪቃ ትሕተ-ምዕቡል ሃለዋት ብልክዕ ዝግንዘብ ንናይ ሓባር ረብሓ ንምምሕያሹን ምምዕባሉን ዝሕልን፣

- ንኣፍሪቃ ናይ ሓያላን ወይ ጸለውቲ ሃገራት ናይ ዝምታ ጥረ-ነገራት መቑራቑሲ ባይታ ዘይገብር፣

- ኣፍሪቃውያን፡ ቀድሚ ዝኣገረ፡ ሽግራቶም ባዕላቶም ክፈትሑን ጸጋታቶም ኣጕሳጒሶምን ኣማዕቢሎምን፡ ንሓቀኛ ሽርክነት ዝበቕዕሉ ዕድል ዝፈጥርን ናብኡ ዝድርኽን ዝሕግዝን፣

- ኣህጉራዊ ሕጊ ዝምእዘዝ፡ ዓለማዊ ስርዓት ንምንጋስ ዝኹስኩስ፡ ናይ ሓባር መርሓ ጎደና ብምስኣል ሓቀኛ ናይ ምትሕግጋዝ ሃዋህው ምፍጣር ዝዓለመ ክኸውን ምጽዓር የድሊ።

ቀድሚ ሕጂ ምስ ጸለውቲ ሃገራት ዝተኻየዱ ዋዕላታትን ብድሕሪ ሕጂ ክመጹ ዝኽእሉ ዝተፈላለየ መድረኻትን እምበኣር፡ ብክልቲኡ ወገን በዚ መንፈስ'ዚ ምስ ዝተሓዙ ጥራይ እዮም፡ ንናይ ሓባር ረብሓን ሽርክነትን መገዲ ጸሪጎም፡ ረብሓ ህዝብታት ኣፍሪቃን ምዕቡላት ሃገራትን ኣብዚ ሓድሽ ዓለማዊ ስርዓት ከረጋግጹ ዝኽእሉ።

# ሓባራዊ ዘተ

# ኣብ ሕሉፍ ፡ ህሉውን መጻኢን

ናይ ሎሚ ተዛተይቲ - ስታዝ ኣሕመድ ዑመር ሸኽ፡ ኣቶ ነማርያም ዮውሃንስ፡ ኣቶ ሓበን ነጋሲ ከምኡ'ውን ወ/ት ሚርያም ዮሴፍ እዮም። መጀመርታ ኣብ ዝልዓል ሕቶታት ዘለዎም መረዳእታ ከካፍሉና እዮም። ኣብቲ ዘቕርብዎ መበገሲ ሓሳብ ወይ ኣብቲ ዝለዓል ዛዕባ ምርኳስ ብምግባር፡ ንተሳተፍቲ ዕድል ክወሃብ'ዩ። ኣብዚ ንዘተ ዝልዓሉ ጉዳያት፡ ብመረዳእታን ኣረኣእያን ወሃቢ ርእይቶ ወይ ተዛታዪ ዝቐርቡ ደኣ'ምበር ደምደምቲ ኣይኮኑን። ዘተና ንሕሉፍ ብድሆታትን ዕድላትን ማእከል ገይሩ፡ 'ኣብዚ ንኣትዎ ዘለና መድረኽ ሰላምን ምሕዝነትን፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ ሓቀኛ ሰላም እንተ ደኣ ሰፊንዎ፡ ተራን ዕድልን ኤርትራ እንታይ ክመስል'ዩ፧' ኣብ ዝብል ዘተኮረ እዩ።

## መድረኽ ብደሆን መኸተን

ኣዛታዪ፥ **ኤፍሬም ሃብተጽዮን**

*ቀዳማይ መዛተዪ ነጥብና፡ ኤርትራ ድሕሪ'ቲ ከቢድ ዋጋ ዝተኸፍሎ ነዊሕ ቃልስን ተጋድሎን፡ ኣብ 1991 ናጽነታ ተጓናጺፋ። ዝዓነወ ሃገር፡ ዝዓነወ ቍጠባ፡ ዝዓነወ ትሕተ-ቕርጺ፡ … ዘለዋ ሃገር'ያ ኺኣ ጸኒሓ። ክሳዕ 1997 ኣብ ዝነበራ ውሑዳት ዓመታት፡ በሰላ ኲናትን ደርቅን ከነሕዊ ኣብ ትንሳኤ ቍጠባዊ ሕውየት እንከለና፡ ኣብ 1998 ዘይጽቡይ ከቢድን ሰፊሕን ወራር ኣጋጢሙ። ክሳዕ'ቲ ኲናት ብመሰረት ሕጋዊ ውዕል ኣልጀርስ ኣብ 2000 ብሕጋዊ ብይን ዝቋረጽ፡ ከቢድ ዋጋ ዝተኸፍሎ ኲናት ቀጺሉ። ድሕሪ'ቲ ኲናት ደው ምባሉ ዝተሓልፈ መሰናኽልን ዝተራእየ መኸተን መዳርግቲ ኣልቦ'ዩ። ኤርትራ ከም ሃገርን ህዝብን ካብ ከቢድ ሓርነታዊ ኲናት ወጺኣ፡ ከቢድ ዋጋ ዝተኸፍሎ ኲናት ንምክልኻል ልኡላውነት ሰጊራ፡ ድሕሪ ኲናት ዝሰዓበ ቡብዓይነቱ ፈተነታት ስዒራ ኣብ'ዚ ሕጂ ንዛረበሉ ዘለና ናይ ሰላምን ምሕዝነትን መድረኽ ክትበጽሕ ዘኽኣለ ሓይሊ ህዝቢ ኤርትራ እንታይ'ዩ፧ እቶም ዓበይቲ ብደሆታት ኣየኖት ነይሮም፧ እቲ ናይ ኤርትራ ሓይሊ መሰረቱ ኣበይ ነይሩ ትብሉ፧*

**ኣሕመድ ዑመር ሸኽ**

*ዓመተ 2020 ፍልይቲ'ያ። ፍልይቲ ዝገበራ፡ ከም ቀጻሪ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኤርትራ ናብ ካልእ መድረኽ ትኣትወሉ ዘላ እዋን ብምዃኑ ደኣ'ምበር። ዕስራ-ዕስራ፡ ዓመት ዘይኮነትሲ መዋእል'ያ። ሓድሽ መዋእል ይጅምር ኣሎ ዝብል እምነት ከኣ ኣሎኒ።*

*ህዝቢ ኤርትራ ብዙሕን ዝተሓላለኸን ብድሆታት ገጢሙዎ'ዩ። ፈለማ እንታይ'ዩ ተብዲሁ ዝብል ሕቶ ክንሓትት ኣሎና። ካብ ታሪኽ ጀሚርካ፡ ስትራተጂያዊ ኣቀማምጣ፡ ማለት ጂኦፖለቲካዊ ኣቀማምጣ ኤርትራ፡ ተጠማቲ ብምዃኑ ጥራይ ዓቢ ብደሆ'ዩ። ኣብ ቀይሕ ባሕሪ ኣስታት 1270 ኪሎ ሜትር ገምገም ኣሎና። ዳርጋ ፍርቂ ናይ'ዚ ኣብ'ዚ ከባቢ ዘሎ ገምገም ባሕሪ ኤርትራ'ያ ትውንኖ። ማያት ቀይሕ ባሕሪ ኣብ መንጎ ምብራቕን ምዕራብን መራኸቢ'ዩ። ከሉ ግዜ ገዛኢ ቦታ'ዩ። ኣብ ግዜ ቃልሲ፡ ሕብረት ሶቬት ትኹን ኣመሪካ ብውክልና ስርዓት ሃይለስላሴን ደርግን ብዙሕ ምትእትታው ገይረን ህዝብና ዝኸፈሎ ዋጋ ንፈልጦ ኢና።*





ሓይልታት ግዳም ኣብ'ዚ ዞባ ብኸመይ ኣጀንዳኦን የተግብራ ኣብ ዝተኸተላኦ ግጉይ ፖሊሲ፡ ከቢድ ቃልሲ ዝሓተተና ሰላሳ ዓመት ብምኻድ ተሓሊፉ። ኣብ 1991 ብረታዊ ቓልሲ ምስ ተጀመረ፡ ሓድነት ህዝቢ ኤርትራ በብመድረኹን መምስ ብደህታትን እናተረረን እናደልደለን ከይዱ።

ዝ. መድረኽ'ዚ ምስ ሰገረን ናጽነቱ ምስ ተጓናጸፈን ቀልጢፉ ወራር ገጢሙዎ። እቲ ንህዝቢ ኤርትራ ዝገጠሞ ወራር ናይ ወያነ ጥራይ ኣይነበረን። ብድሕሪ ወያነ ሰልፊ ዲሞክራሲ ናይ ኣመሪካ ነይሩ። ኣብ'ዚ ዞባ ብዘወሳኸ፡ ብራዛርሁድ ዝበሃሉ ኣኽዋን ኣልሙሰሊምን ኣብ ሱዳን ቱርኪን ቀጠርን ኣጀንዳታት ነይሩዎም። እዚኣቶም ሓቢሮም ንህዝቢ ኤርትራ ኣብ ውሽጢ'ዚ 21 ዓመት ብዙሕ ብደሆታት ፈጢሮምሉ እዮም። እዚ'ውን ሓድነት ህዝብና ንመኸተ እናደልደ ስለ ዝኸደ፡ መድረኽ ብመድረኽ ተመኪቱ። እቲ ምብዳህ ኩሉ ግዜ ብመጠን'ቲ ዘጋጥም ብደሆ'ዩ ዝምዘን። እቲ ብደሆታት ከቢድ ስለ ዝነበረ፡ ምናልባት ዕድለኛታት ኢና፡ ኣብ 2019ን ቅድሚኡን መስርሕ ሰላም ተጀሚሩ ብዙሕ ካብቲ ኣብ'ዚ ዞባ ዝጸንሐ ናይ ፖለቲካ ኣጀንዳታት ዳርጋ እናተቐየረ ከይዱ። በዚ ወያነ ፈሪሱ፡ በቲ ስርዓት ኣልበሽር ፈሪሱ፡ ኣቐዲሚ'ውን ኣብ 2013 ኣብ ግብጺ ዝነበረ ስርዓት ኣልሰሲ ስለ ዝተኣለየ፡ ኩሉ ተደማሚሩ ብዙሕ ሓጊዙ'ዩ።

ኣብ ኣመሪካ፡ ሰልፊ ዲሞክራሲ ተቐይሩ ሰልፊ ሪፓብሊካን ስልጣን ምስ ሓዘ፡ ማለት ፕረዚደንት ትራምፕ ምስ መጽአ፡ እቲ ፖለቲካ ተቐይሩ። እዚ ለውጢ'ዚ ቕድሚ ምምጻኡ ህዝቢ ኤርትራ ከቢድ ብደሆ ከም ዘጋጥሞ ርኢና። ክሳዕ ብኣካል ክየጥቅዐን ክኸትትን፡ ብመቑብርኦ፡ ብመጻኢ ዕድላቱ. . . ተፈቲኑ። ብኹሉ ተፈቲኑ፡ ንኹሉ ኸኣ ወጺኡዎ። እቲ ሓይሊ እቲ ሓድነት እዩ ነይሩ።

**ኖማርያም የውሃንስ**

ዝ፡ ሓይሊ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ምንታይ'ዩ ዝበል ሕቶ፡ ኣብ ክልተ ክመቕሎ ፈቲነ ኣለኹ። እቲ ሓደ እቲ ዝዋናበጥ፡ ማለት ኣብቲ ዝዋናበጥ ነገራት እንታይ ጸብለልታ ኣለዎ ዝብል፣ እቲ ካልኣይ ድማ፡ እቲ ዘይጭበጥ ነገራት እዩ። ኣብቲ ዝዋናበጥ፡ ህዝቢ ኤርትራ እንታይ ጸብለልታ ኣለዎ ወይ እቲ ካልእ ሓይሊ እንታይ ጸብለልታ ኣለዎ ንምርኣይ ፈቲነ ኣለኹ። ዝተጠቐምኩሉ ምንጪ፡ ናይ ዓለማዊ ባንክ ሓበሬታ (Data) ኮይኑ ጥርዚ ናይቲ ኩነታት ማለት ናይ 2000 ዓ.ም ናይ ኤርትራን ኢትዮጵያን ከነወዳድረሉ ንኽእል ሽዱሽተ መዐቀኒናታት ብምውሳድ እዩ። እዚ ሓበሬታ ዋላኳ ሓርፋፍ ይኹን ኣመት ክህበና ይኽእል እዩ። ኣብዚ፡ ብዙሒ ህዝቢ ናይ ክልቲኦን ሃገራት ከነጻጽር ፈቲነ። ኣብቲ ኑቲ ኩናት ሓገዝቲ ዝበሃል ዕድመ ዓያዩ ጉልበት (working age) ካብ 15 ክሳዕ 64 ብምንጽጻር ርእየዮ። ኣብቲ እዋን'ቲ ዝነበረ ጃምላ ሃገራዊ እቶት ክልቲኦን ሃገራት እንታይ ይመስል ከምኡ'ውን ዝረኸብኦ ዝነበራ ናይ ግዳም ሓገዝ፡ ማለት ኣብ ዓመት ክልተ ሽሕ፡ ወሲደ ኣለኹ። ሓምሻይ፡ ንውትህድርና ዝበቅዕ ዓቕሚ ሰብ ወሲደ። እቲ ናይ መውዳእታ ኸኣ ንወተሃደራዊ ሓይሊ ዝነበራኦ ወጻኢታት።

ብብዝሒ ሰብ እንተ ደኣ ርኢናዮ፡ 1 ን 30 እዩ። ኣብታ ካልኣይቲ ብተመሳሳሊ 1 ን 30። ኣብ ጃምላ ሃገራዊ እቶት፡ ኤርትራ ሓንቲ ዶላር ክተእቱ እንከላ፡ ኢትዮጵያ 12 ዶላር ተእቱ ነይራ። ብመንጽር ሓገዝ ክርአ እንከሎ ኸኣ፡ ኤርትራ 1 ዶላር ክትረክብ እንከላ ኢትዮጵያ 4 ዶላር ትረክብ ነይራ። ብመንጽር ብጽሒት ሓገዝ ሓደ ሰብ ክርአ እንከሎ፡ እቲ ናይ ኤርትራ ይበዝሕ ይኸውን። ኣብቲ ንውትህድርና ዝበቅዕ ሰብ እንተ ርኢና 9% ካብ ህዝቢ ኤርትራ ከቲቱ ነይሩ፣ ካብ ህዝቢ ኢትዮጵያ ግን 0.5% ነይሩ። ምናልባት ገለኡ ኢትዮጵያዊ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ኩናት ከም ዝነበረ'ውን ኣይፈልጥን ነይሩ ክኸውን ይኽእል'ዩ። እቲ ናይ መወዳእታን ወሳኒን ዝበሃል፡ 32% ካብ ጃምላ ሃገራዊ እቶት (ጂዲፒ) ኤርትራ ንወተሃደራዊ መዓላ ይውዕል ነይሩ - ብመሰረት ክሳዕ 2003 ዝወጽአ ጸብጻብ። 44% ሓፈሻዊ ናይ መንግስቲ ወጻኢታት (General Government Expenditure) ናብ'ዚ ወተሃደራዊ መዓላ ይውዕል ነይሩ። ኣብ ናይ ኢትዮጵያ እቲ 7.5% ካብ ጃምላ ሃገራዊ እቶት ንወተሃደራዊ መዓላ ይውዕል



ነይሩ፡፡ በዚ. መዳይ'ዚ. እቲ ኩነታት ኣብ ቁጠባ ኢትዮጵያ ዝውሓደ ጸቕጢ. ነይርዎ ማለት'ዩ፡፡ በዚ. ኸኣ፡ ዝጠዘሐ ኣታዊና ኣብ ምንታይ ይውዕል ከም ዝበረ. ክርድኣና ይኽእል'ዩ፡፡ በዚ. መንጽር'ዚ፡ ማለት፡ ቡቲ ዝቼባጥ ነገራት ክትርእዮ ከለኻ፡ እቲ ብደሆ ንኤርትራ ኣዝዩ ዓቢ. ምንባሩ ይርዳኣካ፡፡ ህዝቢ. ኤርትራ ኣንጻር'ዚ. ዓቢ. ብደሆ'ዩ ዝጎጥም ነይሩ፡፡ ስለዚ፡ እቲ ሓይሊ.'ዩ ዝበሎ፡ ኣቡቲ ዘይቼባጥ ነገራት፡ ማለት፡ ኣቡቲ ተጻዋርነት እሞ ኸኣ ኣብ ነዊሕ እዋን ዞማዕበሎ ኩይኑ እስምዓኒ፡፡

ኣዛታዪ - **ኤፍሬም ሃብተጽዮን**

*ናይ መኸተ እዋን ዝሓለፎ ዋጋ ኣሎ፡፡ ሓደ ካብቲ ዝተኸፍለ ዋጋ፡ እቲ ናይ መንእሰያት ፍልሰት'ዩ፣ ቀጥባዊ ጸቕጢ. ዝፈጠሮ ይኹን ካልእ፡ ከም ሃገርን ከም መንግስትን ዘሰከፈና ናይ መንእሰያት ብዝሒ. ስደት ተራእዩ እዩ፡፡ ነዚ. ከም ብደሆ ብኸመይ ንገልጾ፧*

**ሓበን ነጋሲ.**

ብተደጋጋሚ ስደት ስደት ክበሃል እንከሎ፡ ሓደሽ ተርእዮ ይመስል ይኸውን'ዩ፡፡ ግና ካብ ፈለማ ህይወት ደቂ-ሰብ ወይ ፍጥረት ደቂ-ሰቡ፡ ሰብ ካብ ቦታ ናብ ቦታ ይሰደድ ነይሩ'ዩ፡፡ መግቢ. ደዩ ክም እርር፡ ካብ ሓደጋ ደዩ ክሃድም፡ ወዘተ. ተሰዲዱ'ዩ፡፡ ስለዚ፡ ኪጋን የብሉን፡፡ እንተኸዀ፡ ካብቲ ሓፈሻዊ ታሪኽ ኤርትራ፡ ብፍላይ ከኣ ካብቲ ዘመናዊ ታሪኽ ህዝቢ. ኤርትራ፡ እዚ. ካብ 2000 ንደሓር ዘጋጠመ ናይ ስደት ተርእዮታት ብዑዝሕን ብዓይነትን ዝተፈልየ እዩ፡፡ ክሰዕ ሕጂ. ጽልዋኡ ዘይሃሰሰን ክየታእ ዘይተኻእለን ዘሎ ድማ'ዩ፡፡

ጸንክር ክጉብር ዝኽእል ገለ ነጥብታት ክጠቅስ፡፡ ብመሰረቱ እቲ ክኢላዊ ዓቕሚ ሰብ'ዩ ዝኸይድ ዘሎ (brain drain) ክንብል ንኽእል'ኳ እንተ ኸውንና፡ ኣብዚ. ሕጂ. እዋን ዓቲብና እንተ ርኢናዮ ግን፡ ፍልሰት ኢልካ ክትገልጾ ትኽእል ኢኻ፡፡ ዋላ'ውን ውሑድ ይኹን ገለ ገለኣብ ቁልዑሰበይቲ፡ ስድራቤታት እውን ዝኸዳ ኣለዋ፡፡ ስለዚ፡ ገለ ካብቲ ጸንክር ዝበሎ፡ ኣብ ዝበጽሕ ዘይበጽሖ፡ ከመዛዝኑ ዘይክእሉ ቁልዑ እየም ዝሰደዱ ዘለው፡፡ ቁልዓ ተሰዲዱ እንታይ እዩ ክጉብር፧ ካብኡ ሓሊፉ፡ ሃገራውነት ሃጺጹ ስለ ዘይከይድ ዘሎ ኑቲ ናይ ጸቢብ ወገን ግዳይ ኩይኑ ይተርፍ፡፡ ብኡ መጠን ከኣ መንነቱ እናጠፍአ ክኸይድ ተኽእሎታት ኣሎ፡፡

ነዚ. ናይ ሎሚ ስደት ቡዓሊ ዝጉብር፡ ቅድሚ ሕጂ. ሰብ ክሰደድ ከሎ ምስ ኣተወ ቀልጢፉ ገዛ ክሰርሕ፡ ትካል ክኸፍት፡ ወዘተ. ይርኣ ነይሩ፡፡ ኣብ'ዚ. ሕጂ. እዋን ግን እቲ ዝሰደድ ዘሎ ሰብ ብኸመይ ኑቲ ኣብ ዓዲ ዘሎ ሓው. የውጽኦ'ዩ ዝሓስብ፡ ስለ'ዚ፡ መዐቀኒ ዓወት ናይ'ዚ. ተሰዲዱ ዘሎ ክንደይ ካብ ኣባላት ስድራቤቱ ኣውጺኡ እዩ፡፡ በዚ. ኸኣ እቲ ስደት ክቋረጽ ዘይክእል ዓንኬላዊ ይኸውን ኣሎ ማለት'ዩ፡፡ ብተወሳኺ፡ እቲ ዝሰደድ፡ ሓዋላ ይኸውን ካልእ ናይ ቁጠባ ሓድጊ. ከይገደፈ. ሰብ ጥራይ'ዩ ዘውጽእ ዘሎ፡፡ ተሰዲዱ'ውን ናብ ውሽጢ. ሃገር ንመዓልታዊ ሃልኪ. ዝውዕል ሚእቲ ክልተ ሚእቲ ጥራይ እዩ ዝሰድድ፡፡ ስለዚ፡ እቲ ዝሰደድ ዘሎ ተመሊሱ ክንደ'ቲ የበርክት ብዘይ ምህላው. ኑቲ ከሳራ ዝበደደ ይጉብር፡፡ ቅድሚ ሕጂ.



ኣብ ኤርትራዊ ከም'ኡ ባህሪ ኣይነበረን፡፡

ስደት ኣብ ኤርትራ ኣብ ኣርባዕተ ይኽፈል፡፡ እቲ ቀዳማይ ኣብ 1960ታት ኣብ ቆላታት ዘጋጠመ ህልቂት ስርዓት ሃይለስላሰ ዘስዕቦ ኾይኑ፡ ክሳዕ 30 ሽሕ ህዝቢ. ቆላ ናብ ሱዳን ዝተሰደደሉ እዩ፡፡ ካልኣይ፡ ብድሕሪኡ ምስ ኩናት ሕድሕድ ዝተሓላዘ ዝተራእየ ማዕበል ስደት ኣሎ፡፡ ሳልሳይ፡ ኣብ ግዜ ምግዛኣቕ፡ ከተማታት ተገዲፈን ክኸዳ እንከለዋ ዘጋጠመ ስደት ነይሩ፡፡ ራብዓይ ከኣ፡ እቲ ካብ 2000 ንደሓር ዝተራእየ እዩ፡፡ እዚ. ዳሕረዋይ ብንውሓት ግዜኡ፡ ብሓይሉን ዓቕሙን ዝበርትዐ እዩ፡፡

ስደት የጋጥም ኣሎ፣ ሰብ ይኸይድ ኣሎ፡፡ እቲ መፍትሒታት እዩ ግን ዝያዳ ዘገድስ፡፡ መፍትሒ. ንኽርከብ ከኣ ጠንቂ ክልለ ኣለዎ፡፡ ምናልባት ኣብ ክልሱ-ሓሰብ ስደት ናይ ደፋእን ተደፋእን ተርእዮ ኣሎ፡፡ ኣብዚ. መቓን'ዚ. ኣእቲኻ ክትርእዮ እንተ ደኣ ፈቲንካ፡ ብዙሓት ረቛሒታት ክጥቀሱ ይኽእሉ'የም - ብዛዕባ ጠንቂ ስደት፡፡ እቲ ኣካታዒ ዝበሎ ኣቡቲ ኣብ ደገ ዘሎ ሱሓቢ. ሃገር እዩ፡፡ እቲ ደፋኢ. ኸኣ ኣብዚ. ሃገር ዘሎ ኩነታት እዩ፡፡ መብዛሕትኡ ትሰምዖ ሰብ፡ እቲ ቐንዲ. ጠንቂ ኮይኑ ዘሎ ኣብ ውሽጢ. ሃገር ዘሎ ኩነታት'ዩ ይብል፡፡ ከም ዓቢ. መርትዖ ዘምጽኦ ኸኣ ጉዳይ ሃገራዊ ኣገልግሎት'ዩ፡፡ መግትኢ. ዘይብሉ ንዊሕ ዝኸይድ ጉዳይ ሃገራዊ ኣገልግሎት ሓደ ጠንቂ'ዩ ይብል፡፡ ምናልባት ሰብ ምስ ምንታይ'ዩ ዘትኣሳስር፡ ቀሊል ናብራ ክነብር ኣይከኣለን፡፡ ኣብ ግዜኡ ዓብዩ፡ ኣኺሉ ንስድራኡ ክሕግዝ ኣይከኣለን፣ ኣብ ግዜኡ ናብራኡ ክመርሕ ኣይከኣለን፡፡ ስለዚ. ክኸይድ ግዴታ'ዩ ይብል፡፡ ምናልባት ነዚ. ዓቲብካ ክትርእዮ ከለኻ፡ ገለ ካብቲ ዝሰደድ ዘሎ ንእሹቶ'ዩ፡፡ ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዘይበጽሐ፡ ብዛዕባ ሃገራዊ ኣገልግሎት ክሓስብ ዘይክእል'ዩ፡፡ ብዘይካኡ'ውን ካብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ናጻ ዝኾኑ ሰባት'የም ዝኸዱ ዘለው፡፡ ስለዚ፡ ኣብዚ. ተጋራጫዊ ነገር ኣሎ፡፡

እቶም ካልኦት፡ እቲ ኣብ ደገ ዘሎ ሱሓቢ. ጠንቂ እዩ ይብሉ፡፡ ምስ'ዚ. ኣተሓሒዞም ከኣ፡ ንኤርትራውያን ፍሉይ ናይ ዑቕባ ሓለፋ ወይ መሰል ስለ ዝወሃቦም'ዩ ንዝበል ከም ሓደ ረቛሒ. ዝወስድዎ'ውን ኣለው፡፡ ምናልባት ኣብዚ. ክዛረበሉ ዝደሊ. ገለ ሓቅታት ኣሎ፡፡ ሳዕለዋይ ተጸዋዒ ስደተኛታት ውድብ ሕቡራት

ሃገራት ኣብ 2009 ንኸሰን ተቐቢልቲ ስደተኛታት ኣባል ሃገራት፡ ብመሰረት ናይ 1951 ውዕል ስደተኛታት፡ ኤርትራውያን ስደተኛታት መሰል ዑቕባ ክረኽቡ ብቑዓት'የም ይብል። እዚ ሓደ ካብቲ ደፋኢ ጠንቂ'ዩ። ናይ ምቕባል ደረጃ ናይ ካልኦት ሃገራት'ውን እናዓበየ ይኸይድ ማለት'ዩ። ንኣብነት፡ ብመሰረት ኣብ 2013 ዝወጸ ጸብጻብ፡ ኣብ ኣመሪካ ክሳዕ 70% ኤርትራውያን ኢና ዝብሉ ሓተትቲ ዑቕባ ተቐባልነት ኣለዎም። ኣብ ኤውሮጳዊ ሕብረት 89% ኤርትራውያን ኢና ኢሎም ዘመልከቱ ይቕበልዎም። ካብዚ ፍልይ ብዝበለ፡ ኣብ 2012 ፕረዚደንት ኣመሪካ ዝነበረ ባራክ ኦባማ ናይ ከም በዓል ኤርትራን ሶማሊን ኮርያን ዝኣመሰለ ሃገራት ቁልዑን ኣደታትን ካብቲ ዲክታተርያዊ ስርዓታት ንምውጻእ ንሰርሕ ኣለና፡ ንዕወተሉን ወጽኢት ንርእየሉን ድማ ኣለና ኢሉ ነይሩ። እዚታት ተደማሚሩ ከም ሓደ ሱሓቢ ጠንቂ ይጥቀስ'ዩ።

ኣብ መወዳእታ ግን እዚ ኢልካ እቲ ዓቲቡ ክትርእዮ ከለኻ፡ ሓደ ኣእምሮ ዘለዎ፡ ቅኑዕ ክሓስብ ዝኽእል፡ ደሓን ዝኾነ ሰብ ሓደጋታት ሰደት ይርድኦ እዩ። ካብዚኣ ናብ ኢትዮጵያ ወይ ሱዳን ክትሰግር ሓደጋ ኣሎ። ካብ ኢትዮጵያ ናብ ሱዳን ካብ 1500 ክሳዕ ክልተ ሽሕ ዶላር እናኸፈልካ፡ ካብ ሱዳን ናብ ግብጺ ከምኡ. . . ስለዚ፡ ካብ ኤርትራ ክሳብ ኤውሮጳ ከበቢ ፍርቂ ሚልዮን ዘውድእ ፕሮጀክት'ዩ ነይሩ። እዚ ግዳይ ሸፋቱ እንተ ዘይኴንካ እዩ። ብዘወሳኺ፡ ናይ ምድረበዳ ሰሃራን ባሕርን ዘሎ ጥምየትን ሓደጋታት ሞትን፡ ሓደ ሰብ ኽዚታት ክሰግር ኢሉ ይወስን እንተ ደኣ'ልዩ፡ ኣእምሮኡ ተሓጺቡ ኣሎ ማለት'ዩ። ስለዚ፡ እቲ ኣብ ገለ ሰባት ከም ባህሊ ኰይኑ ዝኸይድ ዘሎ ስደት፡ ገለ መንእሰይ ኣእምሮኡ ተሓጺቡ (ብረይን ምሽድ ኰይኑ) ከም ዘሎ የረድኣና።

እዚ እቲ ጠንቅታት'ዩ። ጠንቅታት ንመፍለዩ ይሕግዙካ ይኸውን። ምናልባት ኣብዚ ቅሩብ ከብርሃ ዝደሊ፡ ስደት ከም ሓደ ነውሪ'ም ነገር ጥራይ ክንወስዶ የብልናን። ንረብሓ ሃገራት'ውን ስለ ዘሎ። ኑቲ ሕማቕ ሳዕቤናት ክንገልጾ ንኽእል ኢና፡ ሓደ እቲ ኣብ ረሚታንስ ተመርኲሱ። ስደት ኣብ ገለ ውሑድ ስድራቤታት ኑቲ ማሕበራዊ ቅርጺ ኣፍሪሱ፡ ቁልዓ ብዘይ ዋላዲ፡ ወላዲ ብዘይ ደቁ ክነብር የገድድ ኣሎ ክንብል ንኽእል ኢና። ምስ'ኡ ተተሓሒዙ መንግስቲ'ውን እንሓንሳእ ረብሓ ይኸውን'ዩ። ዳርጋ ክልተ ካብ ሰለስተ ወይ ከኣ ክልተ ሰሶ ናይ ጃምላ ሃገራዊ እቶትና ኣብ ረሚታንስ፡ ማለት ናብቲ ናብ ህዝቢ ዝለኣኽን እቲ ክልተ ሚእታዊት ናይ ዳግመ ሕወየትን ህንጻን ተባሂሉ ዝቕረጽን ዳርጋ ክልተ ካብ ሰለስተ ናይ ጂዲፒ ይውክል።

ቅድሚ ሕጂ ሰብ ከይዱ ገዛ ይሰርሕ፡ ትካል ይገብር፡ ከወፍር እንተ ኽኢሉ ደሓን'ዩ እቲ ስደት። ምስኡ ተተሓሒዙ እቲ ጸቡቕ ዘብሎ ነገራት ምናልባት እቲ ፋይናንሻያዊ ረሚታንስ ጥራይ ዘይኮነ እቲ ማሕበራዊ ረሚታንስ፡ ምናልባት ቴክኖሎጂ ናይ'ዚ ሰማርት ፎን ኣብ ኤርትራን ቻይናን ዳርጋ ብሓደ እዩ ዝኣተወ። እቲ ቴክኖሎጂ ሳላ'ቶም ኣብ ደገ ዘለዉ ኣሕዋትና ስደተኛታት ማዕረ በዓል ቻይና'ዩ ናብ ኤርትራ ኣትዩ። ስለዚ፡ ናይ ቴክኖሎጂ ምስግጋር ኣሎ። ዝተሰደ ክእለት፡ ብቕዓትን ፍልጠትን ሒዙ'ውን ክምለስካ ይኽእል'ዩ። ግን ኣብ መወዳእታ እቲ ዘድሊ ውሑስ ኣከባቢ እንተ ደኣ ፈጢርካ፡ እቲ ረብሓ ክትረኽቦ ትኽእል ኢኻ። ንርእዮ ኣለና ሕጂ ምስ ምኽፋት ዶብ፡ ኣብ ኢትዮጵያ ከይዱ ዝምርያ ኣሎ። ምናልባት ኣብዚ እንተ ዝምርዓው ወይ'ውን ምስ ስድራኦም ክራኸቡ ኣብ ኢትዮጵያን ሱዳንን ዝመርጹ ዘለዉ ኣብዚ እንተ ዝመርጹ፡ እቲ ኤርትራዊ ሓዘዎ ዝመጽእ ሸርፊን ስድራቤታዊ ምትእኽኻብን ኣይምተሳእነን። ብሓጺሩ፡ እቲ ስደት ኣጋጢሙ'ዩ። ብኸመይ ዝለዓለ ረብሓ ክንረኽበሉ ንኽእል ክንሓስብ ግን ኣሎና።

### ነማርያም የውሃንስ

ኣብዚ ዝሓለፈ ዝተራእየ ቐንዲ ብደሆ፡ ቀንጠባዊ ጸቕጢ'ዩ። ምኽንያት መንእሰያት ከኣ ሳዕቤን ናይ`ቲ ቀንጠባዊ ጸቕጢ'ዩ። ከምዝፍለጥ ቐንዲ ባእታታት ቁጠባዊ ምዕባለ ወይ ዕበየት ዝበሃሉ ርእሱማልን ጉልበት ሰብን እዮም። ብሸነኽ እቲ ዝተፈጥረ ኩናት እቲ ኣፍራዪ ዝበሃል ሰብ ኣብቲ ኲናት ነይሩ፣ እቲ ድሒሩ ዝነበረ ኣይሰሰዐም ኣይከኑናት ሃዋህው'ውን ዓቕሚ ሰብ ኤርትራ ናብቲ ቁጠባ ተመሊሱ ንክፍሪ ዕድል ዝሁብ ኣይነበረን። እቲ ርእሱማል፡ ከምቲ ኣቐዲመ ዝገለጽኩዎ፡ 44% ካብ ሓፈሻዊ ወጻኢታት መንግስቲ ናብ ምክልኻል ይኸይድ እንተነይሩ፡ እንታይ ክተርፈካ ይኽእል፧ ወፍሪ ጌርካ፡ ሸቐለት ፈጢርካ ዝያዳ ቁጠባዊ ዕበየት ክተምጽእ ኣይትኽእልን ኢኻ ማለት'ዩ። ስለዚ፡ ዓቕሚ ሰብን ርእሱማልን ኣብ ከፍርየሉ ዘይንኽእል መዳይ ይኸይድ ስለ ዝነበረ ቁጠባዊ ዕበየት ነይሩ ክንብል ኣይንኽእልን። ቁጠባዊ ዕበየት እንተድኣ ዘየለ ድማ ዝነበርካ እንዳበለዕካ ኢኻ ክትከይድ ማለት'ዩ። ክሳብ መዓስ ኢኻ'ኸ ክትከይድ? እቲ ቁጠባዊ ጸቕጢ ከኣ ካብዚ'ዩ ዝብገስ።

ፍልሰት መንእሰያት ብኸመይ ክግታእ'ዩ ኣብ ዝብል፡ ክልተ ነጥቢታት ከቕርብ እደሊ። ቀዳማይ፡ እቲ ሰላም ተረኺቡ ኣሎ፡

ብኡ መንጸር ድማ እቲ ኣብ ርእሴና ዝበረ ሓደጋ ተኣልዩ ኣሎ ማለት'ዩ። ስለዚ እቲ ናብ ምክልኻል ነውፍሮ ዝበርና ጸጋታት ናብ ዝያዳ ሸቐለት ክፈጥር ዝኽእል ጽላት ብምዃር ዝያዳ ሸቐለት ክንፈጥር ንኽእል ኢና። ካልኣይ፥ ሸቐለት ፈጢርካ ብዘይካ መንእሰያት ኣብ ስራሕ ምእታው ናይ ሓደ ሰይቲ ዕማም ክኸውን ኣይክእል'ዩ። ይኹን'ምበር፥ መደብና ብምንጻር ሽቶና እዚ'ዩ፣ እቲ መገዲ እዚ'ዩ፣ ጽባሕ ከኣ ኣብዚ ክንበጽሕ ኢና ክንብል እንተ ደኣ ክኢልና፡ ብዋዛበሪ እንተድኣ ኣርኢናዮ፥ እቲ ኣንፈት ዘይቅየረሉ መንገዲ የለን።



## ኣሕመድ ዐመር ሸኽ

ጠንቂ ፍልሰት፥ ቁጠባ ጥራይ ኣይኮነን። ኣብ ግዜ መግዛእቲ ብዙሓት ኤርትራውያን ይኸዱ ነይሮም። ሓደ ካብቲ ቐንዲ ጠንቂታት ከኣ ውግእ'ዩ ነይሩ። ኣብዚ ዝሓለፈ 21 ዓመት፥ ዋላ'ኳ ወረራት ኣብ 2000 የብቅዕ እቲ ኣብ ኢዩሰላም ኣይተኸናት ዝበርናሉ ንባዕሉ ዓቢ ጠንቂ'ዩ ነይሩ። እቲ መድረኽ'ቲ ግን ሕጂ ኣብቂዑ'ዩ። ሓድሽ መዋእል እንብሎ፡ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝበረ ውግእን ተጻብኦታትን ስለ ዘብቅዐ ወፍሪ ክመጽእ'ዩ። ካልእ፥ ኣብ ሱዳን ዓርኪ ኤርትራ ሓድሽ መንግስቲ ምምጻኡ ንባዕሉ ሓጋዚ'ዩ። ስለዚ፥ እቲ ብዘተፈላለየ መንገዲ ዝተራእየ ስደት ናብ ንቡር ክምለስ እዩ። ሱብ ናብዚ ክምለስ እዩ።

### ኣዚታዩ

*ኣብዘን ዝተሳዕላ ነጥብታት ተወሳኺ መብርሂ ወይ ርእይቶ. . .*

## ተኽለ ወልደሰላሴ

ኣብ ዝተኻየደ መጽናዕቲ፥ ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚ ክዝረብ ከም እንሰምዖ፥ ፍልሰት ደፋኢ ጠንቅን ሱሓቢ ጠንቅን ኣለዎ። መንእሰያት ስለ ምንታይ ይኸዱ ኣለው ኣብ ዝሓለፈ ዕስራ ዓመት ርኢናዮ ኢና። ንኤርትራውያን ጸንቂቐካ፥ ምሁር ይኹን ዘይምሁር ባሕጎግካ ካብዚ ሃገር ምጥፋእ ሓደ ካብ ውትህደርናዊ ምህንደስና ጸላእትና'ዩ ነይሩ። ንሱብረሉ ከባቢ ኣዝዩ ተኣፋፍን ኣጉዳስን ስለ ዝኾነ ንሕና ኸኣ ናይ ዝኾነ ሓይልታት ተማበርካኽኑትን እሺ በሃልትን ስለ ዘይኮንና ክንጠፍእ ተብዩኑልና'ዩ ነይሩ። ብዘይካ'ቲ ሰለስተ መጠነሰፊሕ ወራራት፥ ኩሉ ዓይነት ስነ-ኣእምሮኣዊ ኩናት፥ ቁጠባዊ ተጻእሎ፥ ፍልሰት መንእሰያት ተራእዩ። ይኹን'ምበር ከምቲ ባህንም ጸኒትና ኣይተረፍናን፣ እኳ ደኣ ሰዒርና ወጺእና ኣለና።

ሓንቲ ክዝረበላ ደልየ ዘለኹ ኣብ'ታ ክሕደት ሃገር (ዲፈክሽን) እያ። ከሉ ግዜ'ያ ተተሓሳስበ። ምኽንያቱ ንስደት ዝተፈላለየ ምኽንያት ኣለዎ። ደራፋይ ይኹን ስፖርተኛ ይኹን ደላዪ ይኹን ምስ ሰደድካዮ ምሕካል ይርእ'ሎ። እዚ ሱበ'ዚ ንምንታይ ከምኡ ይገብር ኣሎ ዝብል ሕቶ ይመጽኣካ'ዩ። እቲ ጠንቂ ንምፍላጥ ክጽናዕ ኣለዎ። ሓይሊ ዕማም ማስራትካ መጽናዕቲ ዘድልዮ እዩ ድማ እብል።

## ኣሚራ ኣልኣሚን

ብፖለቲካዊ ዓይኒ'የ ክርእዮ። ስለዚ፥ ቁሩብ ነጥብታት ከቕርብ። ብሓጺሩ፥ ኤርትራ ካብ መንእሰያታ ከም እትሕረም ንምግባር ብዙሕ ተጻዒሩሉን ይስርሓሉ ኣሎን። ንኣብነት፥ ኣብ ግዜ ምምሕዳር ኦባማ፥ ን10 ሽሕ ኤርትራውያን መዝበሪ ፍቓድ ክዝሀብ ኢና ተባሂሉ። እዞም 10 ሽሕ ኤርትራውያን ብሓፈሻ ኤርትራውያን ኢሎም ዘይኮኑ ብበሃራት እናፈላለኻ ህዝቢ ዓፋር ክመጽኡ ይኽእሉ'ዮም ተባሂሉ። እዚ ሕቡእ ኣጀንዳ ከም ዘሎ የረድእ። ኣብ ፈረንሳ፥ ፕረዚደንት ሳርኮዚ ንኤርትራ ህዝባ ዝፈንፈና ሃገር'ያ፡ ኢሉ ብቓልዕ ተዛሪቡ። መንደቕ እስራኤል ጥር ዝበል ወጻእተኛ ክኣትዎ ኣይፍቀድን'ዩ። ከባቢ 30 ሽሕ ዝኾኑ ኤርትራውያን ግን ናብታ ሃገር ኣትዮም። ንኽልተ ነገራት ድማ ይጥቀምሎም ኣለው። ሓደ ክምዝምዝዎም። ካልኣይ ንኤርትራ ንምምብርካኽ። ስለዚ፥ ክሳዕ ተጠምቲ ዝኾኑ፥ ብዓይኒ ፖለቲካ ክትርእዮ ከለኻ፥ ከም ሓደ ፖለቲካዊ መሳጋገሪ (ትራንዚሽን) ክንርእዮ ንኽእል ኢና ፍልሰት'ዚ። ንኣብነት፥ ቻይና እንተ ደኣ ወሲድና ኣብ 1976፥ ኣብ ግዜ ማኦ፥ ብኣማኢት ኣሽሓት ዝቖጸሩ መንእሰያት ካብታ ሃገር ይወጹ ነይሮም። ሎሚ ካብ ሃገሩ ዝወጽእ ጥር ዝበል ቻይናዊ ኣይትረኽቡን። ብምልኣም ዓደም ኣትዮም ይሰርሑ ኣለው። ብተመሳሳሊ፥ እዞም ወጺኦም ዘለው ዜጋታት ናብ ኤርትራ ተመሊሶም ክሃንጹ ምኳኖም ዘጠራጥር ሓቂ'ዩ።

ናብ'ቲ መፍትሒታት ምስ እንመጽእ፥ ሓደ እቲ መንእሰይ ተሓቲቱ ይፈልጥ ድዩ፣ ባይታ ተዋሂቡዎ ይፈልጥ ድዩ፣ መንእሰይ ንሃገር ከበርክቶ ዘለዎ ይፈልጥ'ዩ። ማሰላቱኸ ይፈልጦ ድዩ፣ ምስቲ ዘሎ ወሀብ ኩነታት ናይዛ ዓዲ፥ እቲ ፖለቲካዊ ሃዋህው፥ ምስ እንዩ፥ ምስቲ ዘሎ ምትኽኻታት ብዝበኡ ይፈልጦ ድዩ፣ ስለዚ፥ እቲ መንእሰይ ክዕጥቕ ክኽእል ኣለዎ፡ ንቕሓት ክህልዎ ክኽእል ኣለዎ፡ ፍልጠት ክህልዎ ክኽእል ኣለዎ። ካልኣይ፥ መንግስቲ ኣብዚ ሕጂ ተበጊሱዎ ዘሎ ንመንእሰይ ዘማእከለ ባይታ ምፍጣር፥ ንመንእሰይ ዕድላት ምፍጣር፥ ንመንእሰይ ቀዳምነት ምሃብ፥ . . . ይብል ኣሎ። ብተራ ሱብ ክንርእዮ ከለና ወይ ኣብ ተራ ውልቀ-ሱብ ወይ ኣብ ተራ ሓላፊ ናይ ክፍሊ ክርንእዮ ከለና ግን ኣብ



ክንዲ ኑቲ መንእሰይ ተስፋ ዝሁብ፡ ኣብ ክንዲ ኑቲ መንእሰይ እወታዊ መረዳእታ ብዛዕባ ሃገር፡ መንግስቲ፡ ህዝቢ፡ ህሉዉ ኩነታት፡ ብደሆታት ሰደት፡ . . . ኣብ ክንዲ ዝሃገር ኑቲ መንእሰይ ከጥፍኦ ከጽድፎ ደርኣ ኣሎ። ዘይሓላፍነታዊ ስራሕ ክሰርሕ ደርኣ ኣሎ። ስለዚ፡ መንግስቲ ዝኾነ ብዕቱብ ክከታተሎ ኣለዎ። ንመንእሰያት ተባሂሉ ሓያል ገንዘብ ክትፀድ ክኽእል ኣለዎ። እታ ሳልሰይቲ፡ ኣብ 2020 መንግስቲ ሓድሽ መደብ ሒዙ ከም ዘሎ'ዩ ዝገለጸ። ናይ ልምዓት መደባት፡ ምምሕያሽ መነባብሮ ህዝቢ፡ ወዘተ. ዝብል ኣሎ። ኑቲ መንእሰይ ብግቡእ ኣንቂሑ ዓቢ ተራ ክጻወት ከም ዘለዎ ክደፍኦ ክኽእል ግን ኣለዎ።

### ኣቤል

ከም'ዚ ዝተባህለ፡ 44% ካብ ባጀት መንግስቲ ኤርትራ ኣብ ምክልኻል ይውዕል እንተ'ሎ፡ እቲ ዝተረፈ ኸኣ ኣብ ትምህርቲ፡ ጥዕና፡ ዝተፈላለየ ነገር'ዩ ዝውዕል ዘሎ ማለት'ዩ። ምስቲ ዘሎ እገዳታት ኮነ ሕጽረታት ቁጠባ፡ ንናብራ ናይቲ ህዝቢ ዝኸውን መንግስቲ ከምቲ ዝደለ ክድጉም ወይ ክሕግዞ ስለ ዘይክእል፡ እቲ ሰደት ብኡ'ዩ ዝመጽእ። እቲ መንእሰይ ንመንግስቲ እዚ ግበረለይ ክብል ኣይጸንሐን። ናይ ስድራቤቱ ጸገም ንኽፈትሕ ብናቱ መንገዲ'ዩ ክኸይድ ጸኒሑ። እዚ ንባዕሉ ሓደ ካብቲ መኽተ ክንወስዶ ክንክእል ኣሎና። ምኽንያቱ እዚ ግበረለይ ከይበለ ኣነ ከም ገለ ገይረ ካብዚ ወጺአ ንስድራይ ክሕግዝ ኢሉ'ዩ ዝወጽእ ዘሎ። ወጺኡ ንስድራኡ'ኸ ሓጊዙዎ እንተ ኢልና ኣጸቢቑ ሓጊዙ'ዩ። ምኽንያቱ፡ እታ ሃገር ኣብ ሃደበኛሽን እያ ነይራ፡፡ ሃደበኛነይት እንተ ገይርካ ፍረ ክተፍሪ ኣይትኽእልን ኢኻ፡ ክትጭብጭብ ኣይትኽእልን ኢኻ። ምኽንያቱ እታ ጉንዲ ነቒጻ'ያ ትትረፍ፡ ብሂወት ግን ኣላ፡ ኣይሞተትን። ካልእ ክተፍሪ ስለ ዘይትኽእል ግን እቲ መንእሰይ ከይዱ ብመንግስቲ ክግበር ዝግባእ ዝበረ ነገራት ባዕሉ ንስድራኡ ይሕግዝ ነይሩ ማለት'ዩ። መንእሰይ ይውጻእ'ምበር እቲ ዝተሰደ ሓጊዙ'ዩ። ከም ሕማቕ ክንርእዮ የብልናን። እቲ ዝወጽአ ዋላ ብዙሕ ማስገደል ይሕለፍ፡ ንስድራቤቱን ንሃገሩን ዝኸውን ገንዘብ ይሰድድ'ዩ። ንኡ'ውን ኣይብልን እየ። ሕጂ ከም ሕማቕ ክንርእዮ የብልናን። ምኽንያቱ እዚ ወጺኡ ዘሎ ሰብ ኣብዚ እንታይ ክንህቦ ንኽእል ፍሉይ ምድላዋት ዘድልዮ እዩ። ስለዚ፡ ንሱ ናይ ገዛእርእሱ ሓላፍነት ወሲዱ፡ ብዙሕ ንፈልጦ ነገራት ሓሊፉ ስድራኡ ይሕግዝ ኣሎ። ስለዚ፡ ብሕጂ ንዘወጽእ ኢና ክንሓስብ ዘሎና'ምበር እቲ ዝወጽአ ከይዱ'ዩ። ኑቲ ጌና ክወጽእ'የ ዝብል ግን እንታይ ገይርና ክንሕዞ ንኽእል ከመይ ገይርና ሞራል ንህቦ ክንሓስብ ኣሎና።

መንእሰያት ናይ ገዛእርእሶም መጻኢ ባዕላቶም ክውስኑ ኣለዎም። ዝተማህሩ ይኹን ዘይተማህሩ መንእሰያት፡ ከመይ ኢሎም ህይወቶም ይመርሑ ብናቶም መንገዲ ክኸዱ ክኽእሉ ኣለዎም። እንተስ ክዕወቱ እንተስ ክተርፉ፡ ብናታቶም መንገዲ ክሰርሑ ክኽእሉ ኣለዎም። ምኽንያቱ ካብቲ ናይ መንግስቲ ጾር ክወጽኡ ክኽእሉ ኣለዎም። ሎሚ ዋላ ሓደ መንእሰይ ተማሂሩ ከም'ዚ ክኸውን'የ ከም'ዚ ክሰርሕ'የ ኣይብልን'ዩ። ኣበይ ይምደብ ይኸውን፧ ኣበይ ይኣቱ ይኸውን፧ ኣብ ዝተመደቦ'ዩ ዝኣቱ። ኣብ ኣስመራ እምደብ ወይ ኣብ ደሓን ዝኾነ ቦታ እምደብ እኸውን ኢሉ ዝሓስብ እምበር፡ ብዛዕባ መጻኢ ህይወቱ ኣይሓስብን'ዩ ብዙሕ ግዜ። ሕጂስ ኑቲ መንእሰይ ናጻ ምግዳፍ ወይ መጻኢኡ ባዕሉ ንኽመርሕ ምፍናው ኑቲ ሃገር ምዕባለ ከምጽኣላ ይኽእል'ዩ። ናብ ሰደት ከይከይድ ይኽእል'ዩ። ምኽንያቱ እንተ ሰሪሕካ ካብ ሎሚ ጽባሕ ይመሓየሸ ኣለኹ፡ ኣብ ዝኾነ ቦታ ናይ ኤርትራ፡ ማለት ኣብ ኣስመራ ጥራይ ዘይኮነ እንተስ ሓረስታይ ክኸውን እንተስ ሸቃጣይ፡ ዝኾነ ክኸውን ባዕሉ ይቃለስ እንተሎ ካብዛ ሎሚ ዘለዋ ጽባሕ ክሓይሽ ምኻኑ ስለ ዝፈልጥ ናብ ሰደት ዝኸደሉ መንገዲ የብሉን - ዋላ ኣይተዓወት።

### መርሃዊ ተስፋይ

ኣብታ እንታይ እዩ ሓይሊ ህዝቢ ኤርትራ እትብል፡ እቲ ቐንዲ ሓይሊ ኮይኑ ዝስምዓኒ ኤርትራዊ ምዃን'ዩ። ካብ ምንታይ'ዩ ካብቲ መሬት ደዩ ካብቲ ማህጸን ዝርከብ ነገር'ዩ ኣይፈርድኣንን። ሓንቲ ኣብኡ ከቕርብ፤ ቅድሚ ክልተ ሰለስተ ወርሒ ኣብሉ መደብ ልግሲ ደም ነይሩ፡፡ ሓንቲ ተመሃሪት ካልኣይ ደረጃ ክትብጽሕ ጸኒሓትኒ፡ "እንታይ ኴንኪ ትብጽሒ ኣለኺ፧" ምስ በልኩዋ፡ "ደም ክልግስ ንራብዓይ ግዜ መጺኤ





ትሕተ ማዝን ኢኹ ተባሂሉ" ኢሉትና። እቲ ቐደም ዝበረ ሰብ ወይ እቶም ኣብ ሜዳ ዝበሩ ጀጋኑ፡ ኣነ ክስዋእ ኢልካ ምቅድዳም'ዩ ነይሩ ልማዶም። እቲ ምቅድዳም ሕጂ'ውን ኣሎ ማለት'ዩ። እዚ ኸኣ እቲ ዝዓበየ ኣብ ኤርትራውነት ዝበረን ዘሎን ሓይሊ ኩይኑ እስምዓኒ።

# እጉዳን ሳዕቤናቱን

ዛዕባ ክንቅይር። ሓደ ካብቲ ዝዓበየ ዝገጠመና ብደሆ እቲ ብፖለቲካዊ ጸቕጢ ዝተበየነ፡ ኣብ 2009 ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝተሰገደደ እገዳ እዩ። እቲ እገዳ እንታይ'ዩ ነይሩ፤ ብዘሕ ሰብ እንታይ ኢና ተኣጊድና ኣብ ዝብል ሃሳስ ስእሊ ይሕዝ'ሞ እቲ ስምብራቱ እንታይ ነይሩ፡ ክሳዕ ክንደይ'ዩ ከቢድ ነይሩ፡ ተላዒሉ ካብ ዝበሃል ከኣ ልዕሊ ዓመት ገይሩ ኣሎ'ሞ ናይ ብሓቂ ተላዒሉ ድዩ፤ ክንዝትየሉ።

### ነማርያም የውሃንስ

ኣብዘ ነጥቢ፡ ቡበማስርሕ እንተ ደኣ ርኢናዮ፡ መጀመርታ ኮናት (ወራር) ተጀሚሩ፣ ኮናት ምስ ተወድአ ኢትዮጵያ ኣይተዓወቱን። ብድሕሪኡ ኣብ ቀ'ነጠብ ክንስዕርም ኢና ዝብል ገምጋም ሒዞም። እቲ ኮናት ምስ ተወድኡ፡ ኣብ ዝተናውሐ ብቐ'ነጠብ ክሰዓሩ'የም ተባሂሉ። እቲ ዝሓሰብዎ ኣይሰመረን። ስለዚ፡ ዓቕሚ ሰብ ክውሰድ ኣለዎ ወይ ክጸንቀቕ ኣለዎ ተባሂሉ፡ ዝተፈላለየ ፖለሲታት ብምኽታል ሰብ ክስሕቡ ጀሚሮም፡ መዓስከራት ከፊቶም ሰብ ከኣ ክኸይድ ጀሚሩ። በዚ'ውን ኤርትራ ኣይተምበርከኸትን። ብንጻሩ፡ ቁጠባዊ ንጥፈታት ኤርትራ ዝያዳ ዝሓሸ ክመስል ጀሚሩ። በዚ ምኽንያት'ዚ ብቐ'ነጠብ ክንሓንቃ ኣሎና ብዝብል፡ ኣብ 2009 እቲ እገዳ መጺኡ ወይ እገዳ ሓሊፉ። እቲ ቐንዲ እገዳ ንኣጽዋር'ዩ ዝምልከት፣ እቲ ካልኣይ ከኣ ንምንቅስቓስ ሓለፍቲ ዝምልከት እዩ። ኣብ ፋይናንስ'ውን የተኮር እዩ። እዚ ጉልባብ'ዩ እምበር ኩሉ ሱር ኣለዎ፣ ኩሉ እትገብሮ ንጥፈታትሲ ኣብ ትሕቲ ራዳር'ዩ ማለት'ዩ።

በዚ ምኽንያት'ዚ፡ ብመጀመርታ ኣጽዋር ኣገዳሲ ንኤርትራ ርእሳ ከም ዘይትከላኸል ትገብራ። ኤርትራ ግን ኑብሳ ክትከላኸል ስለ ዘለዋ ግድን ኣጽዋር ክትረክብ ትግደድ፣ ብዕጽፊታት ክትረኽቦ ስለ እትግደድ ከኣ ካብቲ ውሑድ ዝያዳ ጺጋታት ናብኡ ይኸይድ። እዚ ብፍላይ ኣብቲ እተእትዎ ነገራት፡ ማለት፡ ኑቲ ብዘዋባኦ ዋጋ ክትረኽቦ ዝበረካ መሰረታዊ ነገራት ብዘኸበረ ክትገዝኦ ትግደድ። እቲ ጸገም ወይ ኣደራዕ ድማ ናብቲ ህዝቢ ይወርድ። ካልኣይ ኣብ ኩሉ ነገራት ኣብ መጓዓዝያ፡ ኣብ ኢንሹራንስ፡ ኣብ ለቓሕ፡ . . . ትገብሮ ኩሉ ዝኸበረ ዋጋ ትኸፍለሉ ማለት'ዩ። ምኽንያቱ እታ ኣብ ትሕቲ እገዳ ዘላ ሃገር ኣብ ትሕቲ ኮናት ስለ ዘላ፡ ኩሉም ነገራት ካብቲ ንቡር ንላዕሊ ክትከፍለሎም ትግደድ። ካብቲ ኣታዊ ዘይብልካ፡ ዝያዳ ጺጋታት ኣብ ኩተፍርየሉ ዘይትኽእል ነገራት ተጥፍኦ ስለ ዘለኻ፡ ኣብቲ ቀ'ነጠብ ሓያል ጸቕጢ ይፈጥር።

ስለምንታይ እገዳ ተላዒሉ እንተደኣ ኢልና፡ መብዛሕቲኦም እቶም ውድብ ሕቡራት ሃገራት ዝበይኖም እገዳታት፡ ንኣብነት ካብ 1966 ጀሚሩ ክሳዕ 30 ዝበጽሑ እገዳታት ተበይኖም። እቲ እገዳ ኑቲ ክውንነት ዝብልዎ ወይ እቲ ተግባራቱ ዝሓሰብዎ ክሳዕ ዘይተማልአ ኣይልዓልን'ዩ። ዓሰርተው ኣርባዕተ እገዳታት ክሳዕ ሕጂ ኣብ መስርሕ ኣለው። ኩሎም'ቶም ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝተወሰዱ ስጉምቲታት ዝኸፉ ለውጢ ከምጽኡ ኣይከኣሉን። እቶም ኣካብሮም ከውድቕዋ ዝሓሰቡ ቡቡሓደ ስለ ዝፈረሱ፡ ረብሓ ናይቲ ካልእ ዓለም ከኣ ኣብ'ቶም ዝወደቑ ስለ ዝበረ፡ ረብሓታቶም ንኽፃምለስ ናይ ኤርትራ ተራ ኣገዳሲ ስለ ዝኾኑ፡ ኤርትራ ክትሕገዘ ኣለዋ ተባሂሉ።

ንኣብነት፡ ምዕራባዊ ዓለም ኢትዮጵያ ንኸይትፈርስ ብዙሕ'ዩ ዝከናኸና። ንኸይትፈርስ ከኣ ኤርትራ ጸላዊ ተራ ኣለዋ ዝብል ገምጋም ስለ ዘሎ፡ ንኤርትራ እቲ እገዳ ክለዓለላ ኣለዎ። ንኢትዮጵያ ክብሉ'የም እምበር ንዓና ክብሉ'ውን ኣይኮኑን። ኤርትራ ኣብ ርግኣት ኢትዮጵያ ወሳኒ ተራ ኣለዋ ዝብል እምነት ስለ ዘሎ፡ እቲ እገዳ ተላዒሉ። እምበር፡ ኤርትራ ክትሕይል ስለ ዘሎዋ ወይ ክትሕገዝ ስለ ዘሎዋ ኣይኮኑን ተላዒሉ ዝብል እምነት ኣሎኒ።



**ኣሕመድ ዑመር ሸኽ**

ብሓደ ኩርናዕ ጥራይ ክትወስዶ ኣይትኽእልን ኢኻ፡፡ እቲ እገዳ እንታይ ኣምጺኡዎ፧ እገዳ ብዙሕ ግዜ ድሕሪ ፍሽለት ፖለቲካ እዩ ዝፍተን፡፡ ኣብ ኤርትራ ኸኣ ድሕሪ ፍሽለት ወራራት ዝመጸአ መድረኽ እዩ፡፡ ዝ'ውን ህዝቢ ኤርትራ ስለ ዝጸንዐ መኪትዎ፡ ከም ሃገር ክቕጽል ክኢሉ፡፡ ኣብቲ እገዳ ዝተበየነሉ ግዜ፡ ኣብቲ ናይ ምብራቕ ጸሓይ፡ ኣኽዋን መሰለምን ዝበሃሉ ዓቢ ጽልዋ ነይሩዎም፡፡ ኣብቲ እገዳ ዝተበየነሉ ኣብዚ ከባቢ ዝተፈላለየ ዓበይቲ ፖለቲካዊ ለውጢ ደርኡ ስለ ዝበሩ፡ ምስቲ ፖለቲካዊ ለውጢ ጸቕጢ ንምግባር ዝመጸአ እዩ ነይሩ፡፡ ህዝቢ ኤርትራ እናጸንዐ ስለ ዝኸደ ግን እቲ እገዳ'ውን ከም ዘይሰርሕ ገይሩዎ፡፡ ፖለቲካ ናይዚ ዞባ'ውን ተቐይሩ፡፡ ኣብዚ መወዳእታ፡ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ሰላም ምስ መጸአ፡ ወያነ ካብ መራሕነት ኢትዮጵያ ምስ ረገፈት፡ እቲ ፖለቲካዊ ለውጢ ምስ መጸአ፡ ማለት ኣልበሸር ኣብ ወርሒ ኣርባዕተ ምስ ተኣልየ. . . እዚ ኩሉ ክንብብ ኣለዎ፡፡ እዚ ብዝተዘማገዳ ምስቲ እገዳ እናወደቐ ከይዱ፡፡

እገዳ ክለዓል ከሎ፡ ከምቲ ኣማርያም ዝበሎ፡ ንፍትወት ህዝቢ ኤርትራ ኢሉም ዘይኮነ ኣብዚ ዞባ ፖለቲካ ስለ ዝተቐየረ እዩ፡፡ ኤርትራ ብዙሕ ዋጋ ከፊላ ተዓዊታ እያ ግን ወጺኣ፣ ሳላ ጽንዓታ ክትቅጽል ምኽኣላ፡ እቲ እገዳ ክለዓል ባህርያዊ'ዩ፡፡ እቲ መድረኽ'ዩ ዘምጽአ ዘሎ፡፡ ከም ውጽኢቱ ወፍሪ ክመጽእ'ዩ፣ ልምዓት'ውን ብምሉእ ዓቕምኻ ክትጀምር ትኽእል፡፡ እቲ ኣወንዚፍካዮ ዝጸናሕካ መደባት፡ እቲ ኣብ ዘይንቡር ዝበርናዮ ናብ ንቡር ክምለስ ባህርያዊ እዩ፡፡

**ሳምሶም ብርሃ**

ሓንቲ ንኹሉ ተገዲስ ኢለ ዝሓስቦ፡ ኣብ 1998 ኩናት ብዒዩቶ ኢትዮጵያ ምስ ተኣወጀ፡ ኣብ 2018 እዩ ወሪዱ፡፡ ብዙሕ እዋን ንሕና እንጋጾ፡ ዋላ ኣብ መራኸቢ ብዙሃንን ካልእን እቲ ኲናት ኣብ 2000 ከም ዝተወድአ'ሞ፡ ኢዩ-ሰላም ኢዩ-ኲናት ዝበሃል ከም ዝኸደና እዩ ዝግለጽ፡፡ ዝ'ዚ ኣይሰማምዓሉን'ዩ፡፡ ኩነተ-ኲናት ኢና ከይድና፡፡ ካብ 1998 ክሳዕ 2000 ብውተሃደራውን ኩሉ መዳይን ኩናት ተኻይዱ እዩ፡፡ ኲናት ተኣዊጁ ማለት ከኣ ሰማያት ኤርትራ ንናይ ቀጠባ በረርቲ ውሑስ ቦታ ኣይኮነን፣ ባሕሪ ኤርትራ ጽዕነት ንዘካይዳ መራኽብ ውሑስ መዕረፊ ኣይኮነን ማለት'ዩ፡፡ ካብ 1998 ክሳዕ 2018 ንብረት ኤርትራ ብውሕዱ ክልተ ዕጽፊ ከፊሉ'ዩ ዝኣቱ ነይሩ፡፡ እወ'ድ ኲናት ብምንባሩ፡ እቲ ናይ መድሕን ዋጋ ይኸብር፡፡ እቲ ቐጥታዊ ውግእ ክሳዕ 2000 ቀጺሉ፡ ድሕሪኡ መለስ ዜናዊ ኣብ ዝተናውሐ ኑቲ ኲናት ክንውድኦ ኢና ኢሉ፡፡ በዓል ደቪድ ሽን ኣብቲ ግዜ'ቲ ኣምባሳደር ኣመሪካ ኣብ ኢትዮጵያ ዝበረ፡ ምስ በዓል መለስ ዝዘራረብዎ ዝበሉ ዝወጸአ ሓበሬታ እንተ ርኢናዮ፡ ኣብ ዝተናውሐ ከመይ ገርካ ንኤርትራ ተዳኽሞ፡ ንውዕል ኣልጀርስ ከም ዘይከውን ትገብሮ፡ ይሰርሑ ነይሮም፡፡ እቲ ኲናት'ምበኣር ምስ ተጀመረ ኣይተወድአን፣ ይቕጽል ነይሩ፡፡

ኣብቲ ዝቐጸለ ኲናት፡ ኣማርያም ኣብ ቀጠባ ሰብን ማልን ኣሎ ኢሉ፡፡ መሬት ትጥቀም፡ ባሕሪ ትጥቀም ዝኾነ ሃገር ክትጥቀም ትኽእል ኢኻ፡፡ ኣብቲ ዝሓለፈ ዝበን ኣዕሩድ ከመይ ገርካ ትቐትለን ተሰሪሑሉ፡፡ ድሕሪ'ቲ ናይ ኲናት ዕንወት፡ ሰብ ካብ ሃገር ምውጻእ ተሰሪሑሉ፣ ሰብ ንምውጻእ ኣብ ዝተፈላለየ ቦታ መዓስከራት ተኸፊቱ፡፡ ሰብ ምጽንቃቕ ምስ ኣበየ፡ እገዳ ተሰዕበሉ፡፡ እገዳ ተሰገድድ - ኣብ ቀጠቦ፡፡ እገዳ ክልተ መዳይ ኣለዎ፡፡ እቲ እወጅ - እቲ ኩላትና እንዛረበሉ ፍሉጥ'ዩ፣ እቲ ዘይእወጅ ግን ኣይትፈልጦን ኢኻ፡፡ ብዙሕ እዋን "ኣቨርት ኤንድ ኮቨርት" ይብልዎ፡፡ ዝበዝሕና እቲ እገዳ ምስ ተኣወጀ ኢና ንፈልጦ፡፡ ቅድሚ ምእዋጁ፡ ዘይተኣወጀ እገዳ ነይሩዶ ኣይነበረን ክትፈልጦ ኣለካ፡፡ ሓደ እዋን ከበብ ተገይሩ፡፡ ብሰንዓ ፎርም ዝፍለጥ የመን፡ ጅቡቲ፡ ኢትዮጵያ፡ ሶማል ኮይነን ንኤርትራ ብኸበብ ከውድቓ ተሰማምዒዖን፡፡

ብሓጺሩ እቲ ኣብ 1998 ዝተጀመረ ኲናት ብዝለዓለ መንገዱ እዩ ቀጺሉ፡፡ ኤርትራ ድማ ዘለዋ ዓቕሚ ሰብ፡ ማልን ካልእ ጸጋን ናብ ምዕባይ ቀጠቦ፡ ምምሕያሽ መሳብርቶ ንኸይትጥቀመሉ፡ ኣብ ዶብ ኣብ ዓመት ክልተ ዓመት፡ ኩሉ ግዜ፡ ዋላ ውዕል ኣልጀርስ ይፈረም ክሳዕ መወዳእታ 2016፡ ኣብቲ ዶብ ናይ ኲናት ኩነተ-ኣጽምሮ ካብ ኤርትራ ከም ዘይጠፍእ ተገይሩ፡፡ እዚ ኣብዚ ዕስራ





ዓመት ተወዲቡ ዝተሰርሐ'ዩ። መውዳእታኡ ግን እዚ እንታይ'ዩ ወሲዱ እንተደአ ኢልና፡ ንዓና ሃሰዩና'ዩ፡ ብዘየጠራጥር ካብቲ ውሑድ ጸጋ ህዝበና እቲ ብዙሕ መነባብሮኡ ከመሓይሽን ንኸልእ ኩነታትን ካብ ሃገር ከም ዝወጽእ፡ ቀንጠብ ከም ዝደኽም፡ ተሰፋ ንኸይርአ ኣገዲዱ እዩ። ኣብዚ መሰርሕ'ዚ እቶም ኣንጻርና ጠጠው ዝበሉ እንታይ ኰይኖም እዮ እቲ ዋና ነገር። የመን ወዲቓ፡ ኢትዮጵያ ኣብቲ ዝረኣናዮ ዕግርግር ኣትያ፣ ሱዳን ናብቲ ኣብዚ ቀረባ እዋን ዝረኣናዮ ዕግርግር ኣትያ፣ ሶማል ብቐንዱ ኣብቲ መሰርሕ'ያ ነይራ - ካብቲ ቀደም ዝኣተውዮ'ውን ኣይወጸኣትን። ኣብዚ ዞባ ኣገዳሲ ሓይሊ ኮይና ዝወጸኣት ኤርትራ'ያ።

ንሕና ኑቲ ኣብ 1998 ዝተኣወጀ ኲናት፡ ኣብ 2018 እቶም ዝኣወጅዎ ኣብቲ ዝኣወጅዎ ፓርላማ ከም ዝገደፉዎ፡ ጠጠው ከም ዘበልዎ፡ ኑቲ ንሰዮሞ ዝበሩ ውዕል ኣልጀርስ ከኽብሩዎ ምኳኖም ብዘይ ቅድመኩነት ከም ዘቐበልዎ ተገይሩ። ብሓጺሩ ኩናት ኣብ 2018 እዩ ተወዲኡ። እቶም እቲ ዝሓለፈ እዋን ዝፈጠርዎም ጸገማት ከመይ ጌርና ክንፈትሖም ኣሎና፡ ኣብቲ ዝሓለፈ ብዙሓት ኣገባብ ክንንብር ንኽእል ነገራት ነይሩ ደዩ ኣይነብረን፡ ወዘተ. ኢልካ ገምጋም ክትወጽእ ትኽእል ነገር ኣሎ። ብሕጂ'ውን ብዙሓት መንገዲ ክንንብሮ ንኽእል ኣብ ብዙሕ ነገር መሊኡ ኣሎ። ምኽንያቱ ንሕና ከም ሃገር ካብ ሳሕል ዝመጻእና ኢና፣ ካብ ቁልዒ ዝመጻእና ኢና፣ ኣንጻር ብዙሕ ብደሆታት ከኣ ሕጂ መጺእና ኣለና። ዝበሩና ጸገማት ወይ ብደሆታት ብዙሓት መንገዲ ገምጋም፡ ኣብ ዝመጽእ 20 ዓመት ሃገርና ካልእ ነገር ክንንብራን ክንቅይራን ክንክእል ኣሎና እየ ዝብል።

## ሓድሽ መድረኽ

*ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ናብ ሰላምን ምሕዝነትን ገጹ ይኸይድ ኣሎ። ተራን ኣበርክቶን ኤርትራ ነዚ ሰላም'ዚ፡ ረብሓ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ቁጠባዊ መነባብሮኡ ኣብ መጻኢ ዕድላቱ፡ ኣብ ስልጣኔኡ ክሳዕ ክንደይ እዩ። ናይ ሰላምን ምሕዝነትን መድረኽ ንዓና እንታይ ማለት እዩ፧*

### ኣሕመድ ዑመር ሼኽ

ንኤርትራ እንታይ ተራ ክህልዎ ዘይክእል፡ ኤርትራ'ያ ሕመረት ሰላም ዞባና። ኤርትራ ማእከል ናይዚ ዞባ ኰይና ኣላ። ኣብ 2018 ሰላምን ምሕዝነትን ምስ መጸ፡ እቲ ሰላም ኣብ ኣስመራ'ዩ ተኸቲሙ። ኩሉ ግዜ ኣብ ሃገርካ ክትትክትሞ ከለኻ፡ ንሰኻ ኢኻ ተዓዊትካ ዘለኻ ማለት'ዩ። ቐጺሉ ናብ ጅዳ ከይዱ ዝያዳ ደልዲሉ። ብድሕሪኡ፡ ሶማል ምሳናን ምስ ኢትዮጵያን ኣብቲ ኪዳን ኣትያ። ሓድሽ ስርዓት ሱዳን'ውን መጺኡ፡ ምሳና ጸቡቕ ርክብ ፈጢሩ። እዚ ምዕባለ'ዚ ክንርእዮ ከለና፡ መፍትሒ ናይቲ ጉዳይ ኤርትራ'ያ። ኣብ 2018 ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ሰላም ምስ መጸ፡ ሶማል ርዒማ፡ ኣብ መንጎ ሳልቫኪርን ሬክ ማሻልን ዝበረ ጉዳይ ደቡብ ሱዳን ጸቡቕ ሰጕሙ፡ ሕጂ ክንርእዮ ከለና ሰላም ብኤርትራ ተመሊሱ ኣሎ። ኤርትራ ማእከል ኰይና መጠመሲት ናይዚ ኣብዚ ዞባ ዝምዕበል ዘሎ ፖለቲካ እያ።

ሰላም እንተ መጺኡ፡ ቁጠባዊ ረብሓ ኣሎ። ኣወፋሪ ኩሉ ግዜ ብዓረብ እንታይ ይብሉ፡ በዓል ርእሱማል ኩሉ ግዜ ፈራሕ'ዩ። እዚ ማለት፡ ርእሱማል ንኽመጽእ ናይታ ሃገር ሰላም የገድሶ። ርጉእ'ዩ ኩሉ ናባኻ ክመጽእ እዩ። ማእከል ኴንካ ስለ ዘለኻ፡ ኣየናይ ይሕሸካ ንሰኻ ኢኻ ተማርጽ። ስለዚ፡ ኤርትራ ዳርጋ ማእከል ልምዓት ናይዚ ዞባ ክትከውን እያ። ብዙሕ ዕድላት ከም ዝኸፍት ርጉእ'ዩ። ምስ ተኸፍተ፡ ኩሉ ነገር ናብ ንቡር ምስ ተመልሰ ብናትና ዓቕሚ ጥራይ ዝሰራሕ'ውን ኣይመስለንን። ካብ ካልእ ክመጽኡና እዮም።

### ኖግርያም የውሃንስ

ኣብዚ ዞባ ምሉእ ሰላም እንተ መጺኡ፡ ኣብ መንጎተን ሃገራት ዝያዳ ቁጠባዊ ምትሕግጋዝ ክህሉ ይኽእል'ዩ። ቐጺሉ ኸኣ ናብ ዞባዊ ውህደት ክበጽሕ ይክኣል። ኣብዚ ዞባ ከባቢ 170 ሚልዮን ህዝቢ ኣሎ። ስለዚ ዝሰፍሐ ዕዳጋ ኣሎ ማለት'ዩ። ዞባዊ ውህደት እንድሕር ሰጕሙ፡ ንግዲ ክህሉ'ዩ፣ ንግዲ እንተ ሃልዩ ወፍሪ ኣሎ፣ ወፍሪ እንተ ሃልዩ፡ ሸቐለት ናይ ምዕባይ ዝለዓለ ተኽእሎ ኣሎ። ብሓጺሩ ዝሓሸ ዕድላት ክፍጠር ይኽእል'ዩ ዝብል እምነት ኣሎኒ።

## ማሕበራዊ መራኸቢታትን ጽልዋኡን

*ሎሚ እቲ ኲናት ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት'ዩ ዘሎ። ምስልኻ ኣብ ፈይስቡክ፡ ትዊተር እዩ ዝጸንሕ። ትዊተር፡ ፈይስቡክ ከኣ መግትኢ'ውን ስለ ዘይብሉ፡ ንስኻ ምስልኻ ከም ዘንጸባረቕካዮ እዩ። ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት እቲ ኲናት ከመይ ኣሎ፧ ንሕና ከመይ ኣለና፧*

### ሚርያም የሴፍ

ማሕበራዊ መራኸቢታት ወይ ማሕበራዊ መራኸቢ ብዙሃን ሓደ-ሓደ ግዜ ካብ ማሕበራዊ መራኸቢታት ናብ ጸረ ማሕበራዊ መራኸቢታት ኢሎም ይገልጽዎ ኣለው። ምኽንያቱ ምሉእ-ብምሉእ ንባህልኻ - ንልምድኻ፡ እምነትካ - ዝፈታተን ክሳዕ ኑቲ ክትጉበሮ ዝወዓልካ ኣይገበርካዮን ተባሂሉ ይወጽእ። ብሓጺሩ፡ ዝፈታትኻ ጉዳያት ኣለዎ። ከምዚ፡ ሓንቲ እንታይ ትብሎ፡ ጸረ ኣንቅጺ ተወጊኣ መጺኣስ እታ ዝተወግአታ ኢዳ ምስኡ ነቒጹ። መጺኡ "ኣንቲ ሚራ ኣነስ ጸረ ኣንቅጺ ደየ ተወጊኤ ወይስ ኣንቅጺ ባዕሉ'የ ተወጊኤ ኣይተረድኣንን" ኢላትኒ። እዚ ማሕበራዊ መራኸቢታት ነዚኣ ኣዘቢሩላ። እቲ ሾሻል ሚድያ ሓደ-ሓደ ግዜ ጸረ ናይቲ ክንጉበሮ ዝኾጉበሎ ኣብ ሓባራዊ ዘይክእል ኣብቲ ምብትታን ዝዓበየ ተራ ዘለዎ ኮይኑ ትረኽቦ። ነዚ ንፈልጦ ኢና። ኣብ 2011 ኣብ ግብጺ ዝተራእየ ምልዕዓላት፡ ቀጺሉ ዝሰዓበ ናይ ኣራብ ስፕሪንግ ሓደ ካብቲ ቀንዲ ዘጕሃሃሮ እቲ ማሕበራዊ መራኸቢታት'ዩ።



ንሾኻ ጸቡ'ቕ ትሰርሕ ግና ኣይትዛረበሉን ወይ ብዋዕቱ ኣይትገልጾን። ካልኦት ከም ዘጥዕሞም ገይሮም ይዛረቡልካ። ሽዑ እቲ ሳዕቤን ይስዕብ። ናትና ሚድያ ክዋዕምዋ ከለኹ ግን ንፍሲ-ወከፍ ዝተባህለ ቀንጠመንጢ ክትምልስ ወይ ንኹሉ ማዕረ-ማዕረኡ ክትከይድ ጸገም'ዩ። ናትና ሚድያ ድኽመት ኣለዎ፣ ኣብቲ ሚድያና ዓቢ ስራሕ ዘድሊ ኮይኑ ይስመዓኒ። ምስልኻ ካብ ባዕልኻ ወጺኡ ዘንጸባርቐልካ ሰብ ስለ ዘየሎ፣ ኑቲ ዘሎ ክውንነት ብናትና ሚድያ ብዋዕቱ ምስ እተቕርብ፣ ሰብ ናብዘን ናብትን ኣይብልን። ኣብ ልዕሊ ሚድያና ተኣማንነት እንተ ፈጢርና፣ ኣብ ከምዚ ተጠቒሱ እንደዩ፣ ኣብ ከምዚ ከይዱ እንደዩ፣ ኢልካ ካልእ ምንጪ ተናደየሉ ምኽንያት የለን። እቲ ናትና ሚድያ ግን ብዙሕ ስራሕ የድልዮ እዩ። እንተ ዘይኮይኑ ግን ናብ ካልእ ምጽጋዕ ይስዕብ። ኣብዘን ካልኦት ማሕበራዊ መራኸቢታት ከኣ ናይ ወሃንተን ኣጀንዳ ኢኻ ተሳሲ እምበር እቲ ቅኑዕ ምስሊ ኣይርከብን።

እቲ ክውንነት ወይ እቲ ሪያሊቲ ኣብዚ ክሳዕ ዝሃለው፣ እቲ ናትካ ህዝቢ፣ እቲ ናትካ መንግስቲ፣ እቲ ናትካ ሚድያ እዩ ዘንጸባርቐምበር ካልእ ማንም ሰብ ልዕሌኻ ከንጸባርቐ ዝኽእል የለን። ምስቲ ዘሎ ኩነታት ክትታኸስ እንተ ኴንካ እቲ ናትና ሚድያ ብዙሕ ስራሕ የድልዮ እብል።

### ሓብን ነጋሲ

ጽልዋ ማሕበራዊ መራኸቢታት ክንንጽሎ ወይ ክንክልክሎ ኣይንኽእልን ኢና። ምኽንያቱ ህሉው'ዩ። ኣብ ኤርትራ ግን ዘጋድዶ ነገር ሰብ ኣማሪጺ ይሰእን ምህላዉ'ዩ። ወረ በዚን በትን ይመጽእ፣ ሽዑ ሰብ ኑቲ ዘሎ'ዩ ዝሰምዖ። ኣብቲ ሾሻል ሚድያ ኾኣ ይጽጋዕ። መንግስቲ ይሕብእ ኣይኮነን ዘሎ፣ ካብ ቀደም'ዩ ከምኡ ጸኒሑ፣ ባህርኡ'ዩ ወዘተ. ይበሃል። ምሕባእ ደዩ ዘይምሕባእ ካልእ ኮይኑ፣ እቲ ምፍንታት ግን ደርአ ኣሎ። ስለዚ፣ ሕማቕ ጽልዋ ማሕበራዊ መራኸቢታት ዝዓቢ ዘሎ ድኽመት ኣብ ማሕበራዊ ሚድያ ጥራይ ዘይኮነ፣ እቲ መንግስቲ ሒዝዎ ዘሎ ሚድያ ይደኽም ስለ ዘሎ'ዩ ዝዓቢ መረዳእታ ኣሎኒ። ምናልባት ሓደ ስትራተጂ ሒዝካ ንዋሕ እዋን ኣይትኸይድን ኢኻ። ምኽንያቱ ጸላእትኻ በቲ ዝለመድካዮ ስትራተጂ እዮም ዘጥቅዑኻ። ብኡኡ ብኮ ርእዮም'ዮም ዝኣትዉኻ። ስለዚ፣ ህዝቢ ኤርትራ ክሳዕ ሕጂ ከምዚ ኢሉ መኪቱ ክጸንሕ ምኽኣሉ ክሳዕ ጽሉል ኩብሎ ዝኽእል'ዩ። ምኽንያቱ ዝኾነ ሓበሬታ ኣብ ዘይረኸበሉ እዋን ብኪዳን ዝኑበር ህዝቢ እዩ። ከምዚ ኢልካ ክቕጽል ስለ ዘይከኣል፣ እቲ ማስ ሚድያ ክሕይል ኣሎዎ። እዋናዊ ሓበሬታ ክዘርግሕ ኣሎዎ። እንተ ዘይካ እቲ ህዝቢ ኑቲ ዘሎ'ዩ ዝሰምዖ ናብቲ ዘሎ'ውን እዩ ዝጽጋዕ። ዋላ ሓሶት ምዃኑ እናፈለጥካ ኑቲ ዘሎ ስለ ትሰምዖ እቲ ክትሰምዖ እትኽእል ትሰምዖ። ስለዚ፣ ጽልዋ ሚድያ እናሓደረ ይዓቢ ኣሎ። ተሳታፍነት ህዝቢ ክቕበልን ፖለቲካዊ ምንቅስቓሱ ከውሳውሰን ቦታ ይኸፍተሉ ኣሎ።

### ኣሕመድ ዑመር ሼኽ

እቲ ልምዳዊ ማዕከናት ዜና፣ ከምቲ ዝበልኩምዎ ብዙሕ ክሕይል ከም ዘለዎ ርዱእ'ዩ። ማሕበራዊ መራኸቢታት ክንኑበል ከለና ግን ብኽልተ መንገዲ ኢና ክንርእዮ ዘሎና። ሓደ ናይ ኮዝሽን ዓቢ ጸገም ኣሎ፣ ዳርጋ ከም ዘየለ'ዩ። ግን ከም ተመክሮ ኣብዘን ክልተ-ሰለስተ ዓመት ተሰሪሕሉ'ዩ። ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት'ውን ስዒርምና ዝበል ገምጋም የብለይን። ሰብ ብበውቁ እናተሳተፈ. ብዙሓት ሰባት፣ ብፍላይ ኣብዘን ዝሓለፋ ሰለስተ ዓመት፣ ኣጋ ሰላም ምምጻኡ፣ ተጻብኦታት እናዓረገ ከይዱ። ኣብ መጀመርታ ኣብቲ ሾሻል ሚድያ ዝሰርሑላ ዝነበሩ እቲ ሓድነት ከመይ ደብታተን እዩ። ዋላ ብዘይማኖት ብጠለ ይፈታትኑ ነይሮም፣ መደበር ሓበሬታ ኣልጀዚራ'ውን ትሕግዞም ነይራ። ብሓፈሻኡ እቲ ማሕበራዊ መራኸቢታት ዋላ እቲ ቀንዲ ማዕከናት ዜናና እንተ ዘይሓየለን ኣብዚ ዘመንዚ ዋጋ የብለንን። ከም በቢሲ፣ ሲኤንኤን ዝኣመሰላ ዓበይቲ ማዕከናት ወረ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት ኣትየን'የን። ይቃለሳ'ውን ኣለዋ። እቲ ጽልዋ ዓቢ'ዩ። ዓቢ ክንኑበል ከለና ኣብዚ መጨረሽታ ሰላም ክቐርብ ከሎ ብዙሕ ፈተነታት ነይሩ።

ኣብ 2018 ዶብ ሱዳን ክዕጾ እንከሎ ብዙሕ ይጽሓፍ ነይሩ። እቲ ንዓና ዝያዳ ዝጸልወና ናይ ኣዕራብ እዩ። ኣብዚ ከበቢና ሃገራት ኣዕራብ ስለ ዘለዋ፣ ንሕና ኣብ ምብራቕ ጸሓይ ስለ ዘለና፣ ጸዑቕ ዘሙተ ይካየድ ነይሩ። በብዓቕምና ብዘዕባ እንታይነት ብርዘርህድ ንጽሕፍ ነይርና። ኣብ ኤርትራ እንታይ ሃቒነ ኣሎ፣ ኣልጀዚራ እንታይ ትብል ኣላ፣ ቀጠር እንታይ ትገብር ኣላ . . . ይጽሓፍ ነይሩ። ሕጂ ሰብ ብዝተዋግዱ በበውልቁ ተማዊቱ'ዩ። በዚ መስርሕ ሰላም እናመጽኡ በቲ ንሱዩም ይዳኸሙ ነይሮም፣ ኣብ ባይታን ኣብ ሾሻል ሚድያን። ሕጂ እናጠፍኡ ከይዶም። ስለዚ ሾሻል ሚድያ ኣገዳሲ'ዩ። ተሰሪሓሉ፣ ግና ኣይተዓወቱልናን። በንጻሩ ምስቲ ዘሎና ድኹም ኮዝሽንን ካልእን ርኢኻ ንሕና ኢና ተዓዊትናሎም በሃላይ እየ። ብሕጂ ክዋዕረሉ ኣለዎ ዝበሎ ግን፣ መንግስቲ ዝምውሎ ሓደ ትካል ሾሻል ሚድያ ክህሉ ኣሎዎ። ምዋላ የሰርሓተ'ዩ።

ካልእ ምስሊ ኤርትራ ከሃንጸብርቕ ከለና ግድን ኩሉ ግዜ ዓንቀጻት ብምጽሓፍ ጥራይ ኣይኮነን፤ ናይ ሾሻል ሚድያ ባህሪ ቅልጡፍ ነገር'ዩ፤ ስለዚ ኤርትራ ኣብ ጸቡቕ ከም ዘላ ንምርኣይ ዋላ ማይ እናሃረመ ዘርኢ ስእሊ ከተምጽእ ከለኻ ሰላም ከም ዘላ ኢኻ ትሕብር ዘለኻ፤ ካልእ መልእኽቲ ኢኻ ትህብ ዘለኻ፤ ጥልልቲ ዓዲ ምኳና ማለት'ዩ፤ ክሰዕ ሕጂ ብዙሕ ተሰሪሑሉ'ዩ፡ ብዕጽፍታት ንኽሰርሓሉ ኸኣ ብመንግስታዊ ወይ ብትካላዊ መንገዲ ክሰርሓሉ እላቦ፤

## መድረኽ ንተሳተፍቲ

### ዳኒኤል እያሱ

ኩልና፡ ከም ዋናታት ናይዛ ሃገር፡ ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚ ብውልቅና፡ ብደረጃ ስድራቤት፡ ብደረጃ ጉጅሌ ኣዛ ሃገር ሃማሕድራ ኢና፤ ሕጂ፡ መጻኢና እንታይ ክመስል ኣሎ ም? እንታይ ክኸውን ኣሎና? ኣብ ዝበል ብናተይ ሕልሚ ኣብቲ ብጉጅለ ኴንካ እተካየዶ ክትዓት ዝመጽእ ሕልምታት፡ ብደረጃ ሃገር፡ ብደረጃ ስርዓት፡ ብደረጃ መንግስቲ፡ ብደረጃ ህዝቢ፡ ዝኸይድ ኣፉቱ ክህልዎ ይኽእል'ዩ፤ እዚ ዘሎ ኣካይዳ ንዓይ እቲ ክኸውን ዝበር ኣካይዳ ኩይኑ ይስምዓኒ፤ ምኽንያቱ ብዙሓት ሃገራት ካብ ናትና ንላዕሊ ቁጠባ ዘለወን ዝመስላ ዝበሩ፡ ወፍሪ ዝገበራ ዝመስላ ዝማዕበላ ዝመስላ . . . ትርኢ ኢኻ፤ ኣብቲ ግብራዊ ረብሓ ናይ ህዝቢ ምስ መጸእካ ግን እቲ ዓይነት ወፍሪ ንወሰኑናት እምበር ንሓፋሽ ዘርብሕ ኣይከውንን፤ ሕጂ እዚኣተን ዕድል ክህልወን ይኽእልዶ፡ ማለት፡ ናብ መጠነሲ ተመለሰን ንሓፋሽ ብዘርብሕ ዳግም ክኽልሳኦ ይኽእላ'ዶ ይኹና? ካልኣይ ዕድል ክረኽባ ይኽእላዶ ይኹና? ንኣብነት፡ ኣብዛ ዘለናያ ደረጃ ንሕና ኣብ ምጅማር ኣለና፤ ኣካይዳና ከይትጋገ ቀስ ኢልካ ዝኸየድ ዘሎ ይመስል፤ ስለዚ፡ ካብ ንጌጋ መኣዘን ዝተጉበረ ግዜ ፍ ወፍራ ኣብ ቅኑዕ ምጅማር ክትህሉ ይዓቢ፤ እቲ ክሳዕ ሕጂ ህዝቢ ኤርትራ ዝኸፈሎ ኩሉ ዋጋ ኸኣ ህዝቢ ብሓፈሻ ክረብሓላ ዝኽእል፡ እቲ ራህዋ ብተዓራረ ናብ ህዝቢ ክበጽሓሉ ዝኽእል ሓደ ኣብ ሕልሚ ዘሎ ናይ ቁጠባ ኩነታት፡ ናይ ራህዋ ኩነታት ንኽትበጽሕ ኢልካ ትጉብሮ እንተ ኴንካ ማዕረ ክንደይ ተጠንቂቕካ ክትከዶ ከም ዘለካ ይረኣየካ'ዩ፤ ንሓንሳብ ትህወኽ ኢኻ፡ "ቁጠባ ጸጊሙና፡ ወርሓዊ እቶትና ኑቲ ወርሓዊ ናይ ቁጠባ ጾር ክኸደና ኣይከኣለን፡ " ዝበሃል ኣሎ፤ ግን እንታይ ኢኻ ክትጉብር ዘለካ፤ ክዕንቀፍ ኣለዎ ደዩ፤ ክጭመው ኣለዎ ደዩ፤

ቀንጠባዊ ዕበየት ክመጽእ'ዩ፡ ኣውፊርቲ ክመጽኡ እዮም፤ እቲ ናይ እጉዳ ንብሎ ወይ ካልእ ሓደግታት ዘለዎ ኣብ ቀረባ ግዜ እናረገፈ እናረገፈ ክኸይድ'ዩ፤ እንታይ'ዩ ክኸውን ዘለዎ፡ ማለት፡ ኣውፊርቲ እንተ ዝመጽኡ፡ ሃገራት ኣብ ኤርትራ ከውፍራ መጺኤን፡ ገንዘብ ኣውፊረን ብዙሕ ካፒታል ክወስዳ ዝደልያ እንተ ኾይነን እዚ ብኸመይ ምስ ረብሓ ህዝቢ ክዛመድ ኣለዎ፤ ንህዝቢ ዘርብሕ ኩይኑ ክኸይድ ስለ ዘለዎ ተጠንቂቕካ ክኽየድ ዘለዎ'ዩ፤ ብመሰረቱ ግን ኣብ ምንታይ ኩነታት ኢና ዘለና እቲ መንእሰይ ክፈልጦ ክኽእል ኣለዎ፤ ኣብ ገለኡ ማሰትያት ዘይብልካ ምኳን



ጸገም'ዩ፤ ተማኽሮ ዘይምህላው፡ ዘይምፍላጥ ጸገም'ዩ፤ እቲ ዘለናዮ ተጠንቂቕካ ክኽየድ ዘለዎን ኣብ ዝሓሸ ኩነታት ዘለናን ይመስለኒ፤ ሓቂ'ዩ ብዙሕ ምጽማም ንብል ኢና፤ ዋጋ ናይታ ምጽማም ኣብዚ ትረኣየካ'ያ፤ መጻኢና ብሓጺሩ ብሩህ'ዩ፤

### ፍስሃ የውሃንስ

ኣብዚ ሕጂ ንዓና ዝምልከት ኩነታት ኣሎ፣ ንሚድያ ዝምልከት ኣሎ፣ ንዓለም ዝምልከት ከኣ ኣሎ፤ ኣብዚ እዋን'ዚ ንሕና ከም ሰብና ዝወቕዓና ወዑይ ደዩ ዝሑል ንፋስ ኣሎ፤ እዚ ዘመን'ዚ እንታይ'ዩ መለለዩኡ እንተ ደኣ ኢልና ናይ ሓበሬታ ዘመን'ዩ፤ ሚድያ ይትረፍዶ ክገጽ ኣተሓሳስባ ሰብ ምቕናይ፡ ምርዳእ፡ ምብኻል፡ ሓሊፉ ከም በዓል ኣሳንጅ ብኢንተርነት ስርስሮም ናይተን ዝሰልጠና ሃገራት ዲፕሎማስያዊ፡ ፖለቲካውን ስልያውን ምስጢራት እናሰበሩ ኣብ ሜዳያ ኣቕሪቦሞ፤ እዚ ኸኣ ናይ ሓበሬታ ጸፍዒ ሓያል ስለ ዝኾነ ብዚይካ ምስ ግዜ ምኻድን ተወዳዳሪ ምዃንን ካልእ ኣማራጺ የለን፤ ካልእ ግብራዊ ኣብነት ንምሃብ ምስ ኢትዮጵያ ምስ ተዓረቕና፡ ሰላም ምስ መጽአ፡ ካብ ኣዝማደይ፡ ካብ ኣዕሩኽተይ ብዙሕ ዕላላት እሰምዕ ነይረ፤ ኣነ ሓንቲ ብዛዕባ ኢትዮጵያ ዘይቅበላን ጌጋ ገምጋም ዘሎናን ኩይኑ ዝሰምዓንን፡ መቐለ ዝበጽሐ፡ ኣዲስኣበባ ዝበጽሐ፡ ኢትዮጵያ ደኣ ማዕቢሎም እንደዮም፡ ክንደዚ ዩኒቨርሲቲ ጌሮም፡ ክንዳዚ ገዛ ጌሮም፡ . . . ይብሉኒ፤ ገዛ ሰሪሖም - ጸቡቕ፡ ሃገራዊ ምጽዋዋርከ፤ ሃገራዊ ሓድነት መጺኡ ደዩ፤ ሃይማኖታዊ ምጽዋዋር ኣሎ ደዩ፤



ዩኒቨርስቲ ተሰሪሑ፥ ኣምሓራን ኦሮምን ተሓራዲዶም። ብቑዳማይ ኣብ ሞጣ ዝበሃል ናይ ጎጃም ሰለስተ መሳጊድ ተቓጺሉ፥ ኣብ ድሬዳዋ ተቓጺሉ፥. . . ወዘተ። ስልጣኔ ደዩ እዚ፧

ብዞዕባ ጕረባብትና ግቡይ ምስሊ ንሕዝ ዘለና እቲ ናትና ሜዲያ ተዓጺዩ ስለ ዘሎ'ዩ። ስለዚ፥ እቲ ናይ ኤርትራ ሚድያ ባዕሉ ጸቡቕ መዳይ ናይ ኤርትራ ከንጸባርቕ ኣሎዎ። ከምቲ ኤርትራዊ ኣብ ዝኸዶ ከባቢታት ሃገሩ ከይዱ ከም ኤርትራዊ ዝኣንገደን ኣቀባብላ ዝገበረሉን፥ እቲ ኣብ ወሽጥና ዘሎ ናይ ሰላም፡ ምትሕቝቛፍ፥ ሕውነት፥ ሓድነት ናትና ሚድያ ክገልጾን ክትንትኖን ኣለዎ። ዜና ኣብ እዋኑ ክመጽእ ኣለዎ። ትንተና ወሽጣዊ ጉዳያት ክመጽእ ኣለዎ። ሎሚ ፈቲኻ ጸሊእካ ክትውቃዕ ወይ ክትጽዓዕ ስለ ዝኾንካ፥ ብዘዕባ ድኽመትካ ባዕልኻ ክትዛረብ ኣሎካ።

**ኣዛታዪ**

*ኣብ ጉዳይ ማሕበራዊ መራኸቢታት ኢና ዘለና። ብዛዕባ ቀንዲ (መይን ስትሪም) ሜድያ ኣይኮንናን ንዛተ ዘለና። እቲ ነውጺ ኣብቲ ማሕበራዊ ሜድያዩ ዘሎ። እቲ መይን ስትሪም ሜድያ ሃገርና ብመንጽር ካልእ ይደክም ኣሎ፡ ይጉድሎ ኣሎ ኢልና ከም ዛዕባ ክንዛረበሉ ንኽእል ኢና። ኣብዚ ግን፡ ኣብቲ ማሕበራዊ መራኸቢታት ክንዛረብ ኣለና። ፕረዚደንት ኣመሪካ፡ ዶናልድ ትራፕም ብትዊተር'ዩ ንዓለም ዘናውጻ ዘሎ። ካብ ትዊተር ወሲዶምዮም በዓል ሲኤንኤን፡ ካልኦት፡ ትንተና ዝገብሩ ዘለዉ። ንሕና ኸኣ ኣብዚ ዓውዲ ንጠፋትዶ ኣለና፣ እቲ እንሰርሖ፡ እቲ እንቆጻጸሮ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት ንልጥፎዶ? ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት ሓይልና ከመይ ኣሎ?*

**ዳኒኤል**

ብዘቕረብኩምልና መደብ ዓጊበ'የ። ምኽንያቱ፥ ብኣተሓሳስባ፥ በረዳድኣ ተፈላሊኻ ጸኒሕካ ናብ ሓደ እትመጽኣሉ ኩነታት ብኸምዚ ናይ ዘተ መደብ እዩ ዝፍጠር። ስለዚ፥ ንኣዳለውቲ ምስጋና ይግብኦም። መጻኢና ብሩህ እዩ ዝበል። ምኽንያቱ፥ ድኽመታት ወሽጥና ከይነሓፍና ተዛሪብናሉ። ሕጽረት ሓበሬታ ከም ዘሎና ገሊጽና። ዝ. ብኸመይ ከም እንጻምኩዮ'ውን ተዛሪብሉ ኣሎ። ዝሓለፈ ርኢናዮ፥ መጻኢና እናጸበቐ ይመጽእ ከም ዘሎ ገምጊምና። ብሕጂ'ኸ ጸቡቕ ጥራይ ዲና ክንጽበ፧ ምኽንያቱ፥ መዋእልና መሰዋእቲ ኢና ንኽፈል ነይርና። ሕጂ'ኸ ድሕሪ ናጽነት ወይ ድሕሪ ኩናት ወያነ ናይ ግዜ፥ ናይ ቁጠባ፥ ናይ ድኻም፡ . . . ኩሉ ናይ ምጽማም መሰዋእቲ ከፊልና ኢና። ሕጂ እዚ ትሰፋው ናይ ሰላም ኩነታት መጺኡ ኣኺሉና ደዩ ብደሆታት ክየጋጥመና ክኣብዩ፧ ኣብ ናይ ከባቢ ኩናት ኩለን'ተን መዳውብትና ፈቲሕና ኣላሽ ኣቢልናየን። ብዶብ ዘይራኸብና ከኣ ኣማዕደዋን ይብጋገሳ ኣለዋ - ናይ ቀጠር፥ ቱርኪ ኣሎ፥ ናይ ኬንያ'ውን ብቑጠባዊ ዓይኒ - እዚ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብኤርትራ ምብላዑ ኣይተርፎን'ዩ ካብ ዝበል መረዳእታ ኑቲ ዝጸንሑም ቀንጠባዊ ዕድላት ኣቢጋጊሶሞ ኣለዉ። ስለዚ ኩሉ ግዜ እንታይ ኢና ክንጽበ፧ ብምጽማም ሰላም መጺኡ ኣሎ'ሞ ምጽማም ተወዲኡ ማለት ግን ኣይኮነን። ምጽማም ምጽማም ኣብ መወዳእታ ትጸምም። ዘዘጸመመ ሎሚ ኣብዚ ብሓባር ኣምሲና ኣለና። ኣብ ሰቡት ደረጃ ዓቕሊ፥ ትዕግስቲ ይፈላለ'ዩ። ትማሊ ኣብዚ ዝረኣኻዮ ምጽማሙ ወዲኡ ይኸይድ። ጸሚሙ ይወጽእ። እንታይ ኢና ክንከስብ ዘሎና፣ ተጸሚምና ክሳዕ መወዳእታ፡ ክሳዕ'ታ ዘለናላ ህሞት ተጸሚምና ክንሰግር ኣሎና። ብሩህ መጻኢ ከም ዝመጽእ ከኣ'የ ዝፈልጥ።

## ኣመት መጻኢ

ናብ ተዛተይቲ ክምለስ። ኣብ ዝቐረበን ኣብ መጻኢ ኣመታት ሃገርናን ኣመልኪትኩም መዛዘሚ ሓሳብኩም ከተቕርቡ።

**ሓበን ነጋሲ**

እቲ ዘሎ ኩነታት ርኢናዮ እንዲና፥ ብዓቕምና ክንትንትኖ ፈቲንና ኣሎና። ኣብ መጻኢ መኸተ ህዝቢ ኤርትራ ኣየሰክፈኒን'ዩ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ህዝቢ ኤርትራ ዝሓለፎ ሽግራት ዝውድኣሉ ምዕራፍ ኩይኑ ይስምዓኒ። ስለዚ፥ እቲ መራሕነት፥ ማለት ላዕሊ-ላዕሊ ከይከደኻከም ዝርድኣኒ፥ ዓቕሚ ሰቡኡ ምምሕዳር፥ ትካላውነት ምልባስ፥ ኣካይዳና ካብን ናብን ተሓታትነት ከም ዝሀልዎ ጌርካ ምኽያድ፣ ትካላውነት ምስቲ ዝጸንሐ ሽግራት ቅሩብ ተመናኒሁ ይመስል ኣሎ። ስለዚ፥ ኣብኡ እናኣዕበና፥ እቲ ምምሕድራዊ ዓቕምና እናኣማዕበልና እንተ ኼድና እቲ መጻኢ ብሩህ'ዩ። ብዛዕባ ናይ ህዝቢ ድልውነት ኣነ ኣይጠራጠርን'የ። ኣብ ምምሕዳራዊ ዓቕሚ ክንድልድል ግን ኣሎና።

**ማርያም የሴፍ**

ኑቲ ዝሓለፈ ኣይረሰዐም ኣይተኸናት ኢና ክንበሎ ጸኒሕና። ሳምሶን ግን ምሉእ ከናት'ዩ ነይሩ ዝበሎ፥ ናቱ ስምብራት ነይሩዎ'ዩ። እቲ ዝጸበየ ስምብራት፥ ኑቲ ዝተዋህቦ ናይ ዘቤታዊ ዋኒን ሓላፍነት ናብ



ውልቅ'ካ ናይ ምቅያር ተርእዮታት ነይሩ ክኸውን ስለ ዝኽእል፡ ሓደ-ሓደ ዝዘብሰሸወ ነገራት ክህሉ ይኽእል'ዩ። ዝ. ንምዕራይ፡ ኣብ ምሕደራ ዓቢ. ስራሕ ዘድሊ. ኰይኑ ይስምዓኒ። ኩሉ ሰብ ኣብቲ ብመንግስቲ ዝቕለስ ዘሎ ፖሊሲ. ናይ ልምዓት መደባት ዓቢ. ኣበርክቶ ክገብር'ዩ። ዝወጽእ መደባት ብዘይ ንጡፍ ተሳትፎ ናይቲ መንእሰይ ዕወት ክኸውን ስለ ዘይክእል፡ ኣብኡ ምትኳር የድሊ። ካልኣይ እዛ ሓደ ሓወና ዝበሎ፡ ንእግሪ መገድይ ከም መዛዘሚ ስለ ዝኾኑት፡ ዳርጋ ከም ድሌትና ክኸይድ ትብል ርእይቶ ነይራ። ፍጉው ኣካይዳ መፍትሒ. ኰይኑ ኣይስምዓንን። ሰላም ኰይኑ ማለት፡ ወይ'ውን ሓደ መድረኽ ተወዲኡ ካልእ መድረኽ ተጀሚሩ ማለት፡ ኩሉ ሰብ ከም ድሌቱ ይኸይድ ማለት ኣይኮነን። ንሱ ናቱ ጸገማት ወይ ናቱ ሕልኽልኻት ሒዙ ክመጽእ ስለ ዝኽእል፡ እቲ ኣካይዳ ቅርጠውን ጽፉፍን እንተኾነ ደኣ'ምበር ኩሉ ሰብ ከም ድሌቱ ክኸይድ ዘይከኣል ዝሓሸ ውዳበ፡ ዝሓሸ ምሕደራ፡ ዝሓሸ ጥርናፈ ክንፈጥር ኢና ንምሕጸን።

ጎደኒ ጎደኒ'ቲ ዝበልናዮ መደባት ልምዓት፡ ጉዳይ ምስራጽ ሃገራዊወኑት ዝዓበየ ስራሕ ኰይኑ ይስምዓኒ። በቲ ንኤርትራ ሃጸኣ ንኤውሮጳ ከተምስላ ትኽእል ኢኻ፧ ንኤርትራ ግን ንኤርትራ ከተመሳስል ክትክእል ኣለካ። እቲ ዝሓለፈ ናቱ ብልሚዔታት ነይሩዎ'ዩ። ሓደ ካብቲ ሓይሊ. መሪሕነት'ዩ። ቀሊል መሪሕነት ኣይነበረን፣ ኩሉ ዘማልእ መሪሕነት ስለ ዝነበረ፡ ረቂቕ ፖለቲካዊ ኣተሓሳስባ ነይሩዎ። ኣብ ኩሉ ተረርካ ናይ ምውጻእ ባህሪ ኸኣ ነይሩዎ። እዚ. ከም ባህሪ ኣብዚ. ዝመጽእ ዘሎ፡ ኣብዚ. ዝኣቶ ዘሎ መድረኽ ክቕጽል ዘለዎ እዩ። ኤርትራዊ ምኳኑ'ዩ ምስጢር ናይቲ ሓይሊ. ክብል ጸኒሑ ሓደ'ሞ፡ ሓደ ካብቲ ኤርትራዊ ምኳኑ. እዚን ክልተ ረቛሒታት'የን። ዝአን ኣብ መጻኢ. ክንርእየን ወይ ክንጽበየን እንደሊ. እየን እብል።

## ኣሕመድ ዑመር ሼኽ

የሃና ንህዝቢ. ኤርትራ ክብል እደሊ። ህዝቢ. ኤርትራ ውሑድ ብቑጽሩ፡ ብዓቕሙ ግን ዝዒፍ'ዩ። ኣብ'ዘን ዝሓለፉ ኩለን መድረኻት ክንርእየን እንክለና፡ ካብ መግዛእቲ ዝጀምር ክሳዕ'ዚ. ሓድሽ መድረኽ'ዚ. ዓቕሚ እናደለበ፡ ሓድነቱ እናኣሓየለ፡ ውዳቡ እናኣደልደለ ይኸይድ ስለ ዝነበረ፡ ሕጂ'ውን ከምኣ'ያ እታ ትመጽእ ዘላ። ብሩህ መጻኢ. ከም ዘሎ ኩላትና ክንዝረበሉ ኣምሲና። ብሩህ መጻኢ. ከም ዘሎ ርዱእ'ዩ። ውዳቡ ኣዐሪና ብጽቡቕ ከም ንበጽሖ ጥርጥር የብልናን። ማለተይ፡ እቲ ዝሓለፈ. ብዙሕ ተመክሮ ሂቡና ኣሎ። እዚ. ጸቢብ ዝሓለፍናዮ'ውን እዚ. 21 ዓመት፡ ብዕምሪ ናይ ኣህዛብ ሓጺር'ዩ። ኣብ ኤርትራ ብዙሕ መከራ ወሪዱ ከም ወርቂ ተፈቲኑ ስለ ዘሎ ጥርጥር የብልናን - ክንሰጎም ኢና። ምሕደራና ኣዐሪና፡ ውዳቡና ኣዐሪና፡ ሓድነትና ኣትሪርና ናብ ዝሓሸ መዋእል ከም እንኣቱ ጥርጥር የብልናን።

## ነማርያም የውሃንስ

ኣብ መውዳእታ ክብላ ዝደሊ፡ ሰላምን ርግኣትን ከም ቀንዲ ዕድል ናይ ህዝቢ. ኤርትራ እወስዶ። እቲ ርግኣትን ሰላምን ከኣ ካብ ምንታይ'ዩ ዝበለጸ እንተ ደኣ ኢልና፡ ምዕሩይ ተጠቃምነት ጸጋታት ሃገር ብኹሉም ዜጋታት'ዩ። እዚ. ክዕቀብ ዘለዎ ኰይኑ ይስምዓኒ። ጸጋታትና ዝያዳ ንምምዝማዝን ርግኣትና ንምዕቃብን ክንዓጥቆ ዘለና ሓደ ነገር ኣሎ። እሱ ከኣ ትምህርቲ'ዩ። ምንጪ. ቀጻሊ. ቁጠባዊ ዕብየትና ዓቕሚ ሰብና'ዩ ክኸውን ዘለዎ። ዓቕሚ ሰብና ተራብሒ. ሓይሊ. ክህልዎ ድማ ስነ-ፍልጠትን ቴክኖሎጅን ክዓጥቕ ኣለዎ። ብተወሳኺ፡ ቀጻልነት'ዚ. ርግኣት ንምርግጋጽ ቁጠባዊ ምዕባለ ወይ ልምዓት ክህሉ ኣለዎ። ቁጠባዊ ምዕባለ ወይ ልምዓት እንብሎ፡ ቁጠባዊ ዕብየት ዝተደመሮ ምምሕያሽ ኩልንትናዊ ናብራ ናይቶም ዜጋታት'ዩ። እቲ ኩልንትናዊ ምምሕያሽ ናብራ ናይ ዜጋታት ዝረጋገጽ ከኣ ሓቀኛን እናዓበየን ዝኸይድ እቶት ክረኽቡሉ ዝኽእሉ ስራሕ ምፍጣር'ዩ። እዚ. ክውን ንምግባር ድማ መንግስቲ ዓቢ. ተራ ዘለዎ ኮይኑ ይስመዓኒ። በዚ. መንጽር'ዚ. ድማ መጻኢና ብዘይጥርጥር ብሩህ'ዩ ክብል እደሊ።

# መዛዘሚ ሓሳብ

ብስም ሃማመተኤ ንተዛተይትን ተሳተፍትን ምስጋና ኣቕርብ። ቅድሚ ምዝዛምና፡ ንጀሜትራ ጌታቸው መርሃጽዮን፡ ካብ ማእከል ካርታን ሓበሬታን ኤርትራ፡ ቤት ጽሕፈት ፕረሲደንት ሃገረ ኤርትራ፡ ኣብዚ. ክንዛተየሉ ዝጸናሕና ርእይቶኡ ከካፍለና ዕድል ክሁብ።

## ጆሜትራ ጌታቸው መርሃጽዮን

እዚ. ናይ ሎሚ መጋባእያ ኣገዳሲ. ዓቢ. ትርጉም ዘለዎ፡ ኣብ ማእከል ምህናጽ ናይ ሓንቲ ሃገር ከኣ ዓቢ. ተራ ክጻወት ዝኽእል ስራሕ'ዩ ተሰሪሑ። እንተኾነ፡ ኣገዳሲ ሳህመት ሒዝና ንኸይድ ስለዘለና፡ ብዕምቆት'ውን ስለዘይኣተናዮ፡ ንኹሉ እንተታት ርኢኻ ክትዛረበሉ ዓቢ. መልእኽቲ ከመሓላልፍ ምኽኣለ። ታሪኽ ህዝቢ. ኤርትራ ቀሊል ታሪኽ ኣይኮነን። እዛ ውሑድ ህዝባ፡ ኣብ ኣገዳሲ ስትራተጂያዊ ቦታ ዝተቐመጠት ሃገር፡ እንተ ብድሌት፡ እንተ ብዕጫ፡ እንተ ብኻልእ ተቐሚጥናዮ ዝ. ቦታ። ኣብ ኤርትራ ሓደ ማሰርሕ ምህናጽ ሃገራውነት ተፈጢሩ'ዩ። ኣብ ኣርብዓታት በሎ ካልእ፡ እዚ. ህዝቢ.'ዚ. ሓደ ህዝቢ. ከም ምኳኑ፡ እዚ. ቦታ'ዚ. ኸኣ ኣገዳሲ ስትራተጂያዊ ቦታ ከም ምኳኑ፡ ክሕሎን ንረብሓ ህዝቢ. ክኸውንን - ይሕመቕ ይጸብቕ - ብዕምቆትን ብማሰርሕን ቀሊል ይኹን ኣብቲ እዋን'ቲ ከቢድ ማሰርሕ ሓሊፉ'ዩ። ኣብ መውዳእታ ግን እዛም ኩሎም ዝሓለፍናዮም ማሰርሓት፡ ካብ ኣርብዓታት ኣትሒዝካ ክሳዕ ተሰዓታት፡ ከቢድ መስዋእቲ ዝተሓልፎ ናይ ግዜ ክሳራ ዝተኸፍሎ፡ ኣብ መወዳእታ ከም ሰብን ከም ህዝብን በሊሑ፡ ሓይሉ፡ ኣጉዳስኑ፡ እሞ ኸኣ ኣብ ዘጠራጥር ቦታ ደያቡ፡ ናብዚ. ክንዛረበሉ ዘምሰና መድረኽ በጺሕና።

ሰለምንታይ'ዩ ሳህመታዊ ዘረባ ተዛሪበ፡ እቲ ግዜ ጸቢብ ስለ ዝኾነ'ምበር፡ ብዕምቆት'ውን ክኽየድ ምተኻእለ። ስለዚ፡ ታሪኽ ህዝቢ. ኤርትራ ካብ ማብቆሉ ኣትሒዝካ፡ ካብ ዝተፈላለየ መግዛእታዊ



ኩነታቱ ጀሚሩኳ፡ ኣብ ውሽጢ'ዚ ማሕበራዊ፡ ፖለቲካውን ስነ-ኣእምሮኣውን ኩነታት ዝሀለዉ ዝበረ ኩነትን፡ ኩሉ ኣብ ግምት ኣእቲኻ፡ ምስጠር ዓወት ሓድነትን ጽንዓትን ህዝቢ ኤርትራ ምኻኑ ርኢናዮ። ኣብቲ ማሕበራዊ መደብኡ ብዙሕ ብልሜታትን ክብርታትን ዘለዎ ህዝቢ'ዩ፡፡ ኣብ መውዳእታ እቲ ቁጠባ እዚ ዝረኣናዮ እዩ፡፡ ብዘዕባ ቁጠባ ክትዛረብ ኣይትኽእልን፡፡ እንተኾኑ፡ ዋላ'ቲ ኣብ ኣርብዓታት፡ ሓምሳታት፡ ስሳታት ዝነበረሉ እዋን፡ ኣብዚ ከባቢና ዝነበረ ብልጫ ስራሕ ናይ ህዝቢ ኤርትራ፡ ዋላ'ውን እቲ ወፍሪታት ናይ ግዝኣቲ ይኹን፡ እቲ ብልጫታት ናይ ቴክኒክ ኣብዚ ከባቢና ጸልዋ ከም ዝነበሮ ርኢናዮ ኢና። ምስ ግዜ ክትውዳደር እንተ ዘይክኢልካ፡ ኣብ መውዳእታ ንሸኻ ትተርፍ፡ ጨፍለቕትን ግዝኣትን ንምዕባለታትካ ኣይሓስቡን'ዮም፡ ተዳሂኽካ ከም እትነብር ይገብሩኻ፡፡ ብዙሕ ነገራት ከኣ ይገድፈኻ፡፡ ኩይኑ ተሪፉ ግን፡ እቲ ሕላገት ኣይተረፈን፡፡ ናብቲ ድሕሪ ተሰዓን ሓደን ዝረኸብናዮ ብልጫታት ከኣ በጺሕና። እዚ ብልጫታት'ዚ ሳላ ጽንዓት ናይዚ ህዝብና፡ ብቑዕ መሪሕነት ከኣ ስለ ዝረኸበ፡ ኣብ ናጽነቱ ምስ በጽሐ ዝተጋህደ ነገራት'ዩ፡፡ ክንዛረብ ከሎና፡ ኣብ ርእሰ-ምርኮኡ፡ እሞ ኸኣ ካብ ዝኸፍአ ናይ ካልኣይ ዓለም ጽቕጥን ጸልዋን ወጺኡ፡ ኑብሱ ኣብ ዘኽእለሉ መንገዲ ከም ዝኸይድ ንምግባር ዝሓንጸጾ ፖሊሲ ንበዙሓት ኣየሐጎሰን ክኸውን ይኽእል'ዩ፡፡ እቲ ስትራተጂያዊ ኣገዳስነት፡ ከም ዝኾነ ናይ ካልኦት ጥሙሓት፡ ኣብዚ ከባቢና ዝደልዩዎ ነገራት ነይሩ። ንበዙሓት ሃገራት ኣፍሪቃ ብመልሕቕ ስለ ዝሓዘወኑ ከም ቁልዓ ሕንቃቕ ዝሓዝወን ሃገራት'ውን ነይረን፡፡

ስለዚ፡ ንናቶም ረብሓታት፡ ማለት ቁጠባዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ካልእ ጽልዋታት. . . ንበዙሓት ኣብ ከባቢና ኣብ ዘይተሓሰበን ዘይተደልየን ሽግር ኣእትዩ፡ ንዓና ብዓንደ-ርእስና ግዜና፡ ዓቕሚ ሱብና፡ ፍልጠትናን ኩሉ ረብሓታትናን ንድሕሪት ንሒቱዎ። ኑተን ኣብ ከባቢና ዘለዋ ሃገራት ከኣ ኣብ ዘይደልያኦን ዘይኣምናሉን ኩነታት ኣእትዩ ኣብ ዓዘቕቲ ከም ዘአተወን ርኢና። እዚ ግን እቲ ጂኦ-ፖለቲካዊ ኩነታት ናይ ዓለምና ዝፈጠሮ'ዩ፡፡ ብዙሕን ዓሚቕን ትንታኔ ክወሃቦ ይኽእል'ዩ፡፡ ጽልዋታቱ ካብ ቀረባ ናብ ሃገራት ምብራኽ፡ ጽልዋታቱ ኣብ ርሑቕ ሃገራት ክግለጽ ምኽኣሉ፡፡ ንሕና ግን ከም ህዝቢ ዓንቲርና ወጺእና። ምኽንያቱ፡ ዝኾነ ነገር፡ ድሕሪ ኀንጺ ኣብ ብልሒ ይመጽእ፡፡ በሊሕና ወጺእና። እዚ ክንብል ከለና ግን ድኽመታት የብልናን ኢልና ክንዛረብ ኣይንኽእልን ኢና። ድኽመታትና ካብ 'ኤይ ክሱብ ዘድ' ክኸይድ ይኽእል'ዩ፡፡ ኣብ ብዙሕ ነገራት፡፡ ዝ ናይ ትማሊ ርኢናዮ ኣለና። ዝሓለፍናዮ ዕስራ ዓመታት ርኢናዮ ኣለና። ብጹትና ብዘተፈላለየ መንገዲ ክገልጽዎ ጸኒሖም፡ ኣይሰለም ኣይጠንናት ኢልና ክሉ'ኸሶ'ኳ እንተ ፈተንና፡ ኣብ ኩናት ኢና ነይርና። ኣብ ውሽጢ ኩናት ብዙሓት ሓለፋታት ይሃድሙኻ፡ ይጠፍኡኻ፡፡ ልዕሊ ኹሉ ክብሪ ግዜኻ ይጠፍኣካ፡ ሱቦካ ዓንዲ ማእከል ናይታ ሃገር የጥፍኣልካ፡፡ ብኹሉ ክፈታተና ጸኒሖ፡፡ ኩይኑ ተሪፉ ግን ኣብ ሓደ ደረጃ በጺሕና ኣለና።

እዞም ብጹትና ብዘተፈላለየ መንገዲ ክገልጽዎ ጸኒሖም፡፡ ኤርትራ ከም ስትራተጂያዊ ኣገዳስነት እንታይ ጽልዋ ክህልዎ እዩ፧ ኣብ ፖለቲካዊ መዳይ ርኢናዮ ኣለና - ተዓዊትና ከም ዝወጻእና። ኣብ ቁጠባዊ መዳይ እንታይ ክህልወና'ዩ ንስፍሲ-ወከፍ ምሁርን ተጋዳልን ኣብዚ ዘሎ እቲ ስትራተጂያዊ ኣገዳስነት ርዱእ እዩ፡፡ ገሊኡ ብእዋኑ ንዛረበሉ፡ ገሊኡ ምስ ግዜ ንዛረበሉ ነገራት ክህልወና ይኽእል ይኸውን፡፡ ኣብዚ ሕጂ ዘለናዮ ግን ቁጠባዊ ረብሓታት ናይዚ ሃገር'ዚ ዘድንፍዓሉ ኩነታት መጺኡ ኣሎ፡፡ ፖለቲካ እቲ ቀዳማይ'ዩ፡፡ ምኽንያቱ፡ ተዓዊትካ ምውጻእ ሓደ ነገር'ዩ፡፡ ስለዚ፡ ንሸኻ ክትምብርከኽ ኣይክኣልካን፡፡ እጉዱ ኩናት፡ ከበቡ፡ ገሉ፡ ወዘተ. ኩሉ ተፈቲኑ፣ ግና ኣይተዓወተን፡፡ ኣብ መውዳእታ እዚ ሃገር'ዚ ደው ኢሉ ካብ ረኣዩዎ፡ እተን ካልኦት ክህልዋ ምኽንያቱ፡ ምስ ኤርትራ ብዘተፈላለየ መንገዲ ክንደጋገፍ ኣሎና ክበሃል ማለት'ዩ፡፡

እቲ ዝዓበየ ነገር ዓቕሚ ሱብ'ዩ፡፡ ሕጂ'ውን ዓቕሚ ሱብ'ዩ፡፡ ኣብ ዝዓበየን ዝሓሸን ኩነታት ክንበጽሕ እንተ ኾይንና፡ ዋና ናይ'ዛ መሬት እዚኣ፡ እዚ ናይ ፈጣሪ ህዝቢ ናይ'ዛ ሃገር እዚኣ፡ እንታይ ክኸውን ኣለዎ፧ ኩሉ ሱብ ቅድም ጽንዓት፡ ብልሓት፡ ዓቕሚ እናደለበ ክኸይድ ክኽእል ኣለዎ፡፡ ስለዚ፡ ብጹትና፡ 'እዚ ዝመጽኣና ዘሎ ተስፋታትሲ ንሕና'ውን ኣይንኣኽሎን፡ ካልኦት ክመጽኡና እዮም' ክብሉ ጸኒሖም፡፡ ክውንነት ክህልዎ ይኽእል'ዩ፡፡ ግን ቅድም ቀዳድም ንሕና እንዲና፡ ሓደ ክንዲ ኣርባዕተ ክንኾነሉ ኩነታት ክፍጠር ክኽእል ኣለዎ፡፡ እዚ ክዉሕስ እንተ ዘይክኢልና እዞም ኩሎም ዝመጽኡና ዘለዉ ዕድላት፡ እዚ ክትጥቀሞ ኣይትኽእልን ኢኻ፡፡ እንታይ'ዩ እቲ ዕድላት እንተ ኢልና፡ ብማሪታይም ዝመጽኣና ዘሎ ብልጫታት ብዙሕ'ዩ፡፡ ኣቐድም ኣቢልና፡ ኩሉ ማእከል - ሲንጋፖር በሎ ዱባይ በሎ፡ ገለ በሎ - እቲ ሞሚንቱም ስለ ዝተረኽበ'ዩ ናብ ብልጫታት ተቐይሩ፡፡ ብዓይኒ ቁጠባ ክትርእዮ እንተ ኴንካ ኸኣ ዋሕዲ ግዜ ዝወሰደልካ፡ ዝሓጸረ ግዜ ዝወሰደልካ፡ ወዘተ. እንተ መጺኡ ብልጫታት ኣብኡ ኣሎ ማለት'ዩ፡፡ ዓይነት ሱብ ከኣ እቲ ቀዳማይ ነገር ማለት'ዩ፡፡ ስለዚ፡ እዚኦም ኣብ ማሪታይም ክህልዉና ዝኽእሉ ብልጫታት ኣብዚ መስመር ብምህላውና ክንጥቀመሉ ይግብኣና። ምስ ጎረቤትና ሰፊሕ ዘተ ይግበር ኣሎ፡፡ ምኽንያቱ፡ ርዱእ'ዩ፡ ኣብ ጅቡቲ ዘሎ ኩነታትዶ ይሕሸኒ ኣብ ኤርትራ ዘሎ ኩነታት፧ ኢልካ ተወዳደር እንተ ኴንካ፡ ጅቡቲ መኣዲ ናይ ብዙሓት ርእሰ-ሓያላን ኮይና ከም ዘላ ርኢናያ ኣለና። ቻይና እቲ ዝዓበየ ነገር ትሕዝ ኣላ፣ ናይ ፈረንሳ

መደብር ኣሎ፣ ናይ ኣመራጽ ናይ ስዑዲ። እንታይ'ዩ ክኸውን እዚ ከቢ'ዘ፧ ውሑድ ህዝቢ ግን ከኣ ብናይ ግዳም ዝጽሎ ሃገር እንተ ርኢኻዮ ጽባሕ ቀጻልነት ኣለዎ ደዩ የብሉን ኣገዳሲ የጠራጥረኒ።

ብዘይ ብኡ ኸኣ ዓለምና ብናይ ቁጠባ ሽርሒ'ዩ ዝኸይድ። ማእሊያ ዘይብሉ ወፍሪ ትግበር እንተዛልዩ ቻይና፡ ጽባሕ ኣብ ፖለሲ ናይቲ ሃገር እንታይ ክትገብር'ያ እንተ ኢልና ተሰማዕነት (say) ክህልዋ ማለት'ዩ። እዚን ወዲ ኸም'ዚን ኣብ በዓል ጀብቲ ዘሎ ኩነታት ብዙሕ የብሉን። ስለዚ፡ ኣብ ሓደ ብዙሉ ዝተኣማመን መንግስቲ፡ ንጹር ፖለሲ ዘለዎ፡ ናይ ምድግጋፍ ዕላማ ዘለዎ፡ ሃገርን ኣከባብን ክህልዉ ዝግብኦ ሽርክነታዊ መደባት እናዓበየ ይመጽእ ኣሎ። ከም ባህልናን ልምድናን ዝወጠንናዮ ምስ ጨበጥና ምዝራብ እቲ ዝለመድናዮ ጉዳይ ስለ ዝኸውን ኣብቲ ንሰርሖ ዘለና ነገራት ክንኣቱ ኢና ማለት'ዩ። ምስ ስዑዲ ዘሎና ዝምድና እናዓበየ ይመጽእ ኣሎ። ምስ ኢማራት ዘሎና ዝምድና እናተቓረበን እናዓበየን ይመጽእ ኣሎ። ስለዚ፡ ኣብ ማሪታይም ጥራይ ዘይኮነ ዋላ ኣብ ዓቕሚ ሰብና ብልጫ ኣሎና ማለት'ዩ። ዓቕሚ ሰብና ውሑድ'ዩ ግን ብዙፈጥሮና ኢንተለክቿዋል ህዝቢ ኢና፡ ምስዚ ከቢ ኣውዳዲረ ክርእዮ ከለኹ።

ዘሎና ዓቕሚ ሰብ ብክእለት ክንድርያ እንተ ኺኢልና፡ ኣብዚ ከቢ'ዚ ኣገዳሲ ተራ ክጻወት ይኽእል'ዩ። ክመሃሩ ንደገ ዝሰደድናዮም ደቅና ዘሎዉን ወጽኢት የርእዩና ስለ ዘለዉ፡ ካብኡ ዘይፍለ ኣብ ውሽጢ ዓድና ከም ዘሎ ኸኣ ንፈልጥ ኢና። ብዙሕ ነገራት ክዘረብ ጸኒሑ። ህላወ ዩኒቨርሲታት የገድሰናዶ ኣየገድሰናን፧ ተኽእሎ ኣሎ ማለት'ዩ። ምስ ዓቕምና ዝኸውን ዩኒቨርሲታት ክህልዋና ይኽእላ ይኾና፣ ምስ ዓቕምና ዝኸውን ኮሌጃት ክህልዋና ይኽእላ ይኾና፣ ምስዚ ሕጂ ንደልዮ ዘሎና፡ ኣብ ዓይነት ትምህርቲ'ውን ብዓይነት ተወዳዲሪ ከም ዝኸውን ንምግባሩ ዝሰርሓሉ ዘሎ ሮድ ማፕ ፖለሲ ትምህርቲ ከመሓይሾ ዝጸዓረሉ ኣሎ።

ኣብ ማሪታይም ዘሎና ብዙሕ ብልጫታት፡ ንጉዳዊ ጥራይ ዘይኮነ ዋላ ኣብ ፍርያት ዓሳ ብሰፊሑ ክንጥቀመሉ ምስ መሻርኽትና ንሰርሓሉ ኣለና። ሕርሻ ብዙሕ ንሰርሓሉ ኣለና። ማዕድናትን ካልእን ስለ ዘለዋ እዛ ሃገር እዚኣ፡ ይሰርሓሉ ኣሎ። እዚ ክብል ከለኹ ግን ቅድም ዓንዲ ሕቖ ሃገርና ሰብና እዩ። ኣማዕድየ ዝርእዮ ዘለኹ ብልጫታት ዘይኮነ ክሰርሓሉም እንተ ክኢለ ጥራይ'ዩ እዚ ብልጫ'ዚ ናብ ረብሓይ ክውዕል ዝኽእል።

ዘይንዘንግዮ ሃገር ፖለሲ ናይዛ ሃገር'ዩ። ተሰዓን ትሸዓተን ካብ ሚእቲ ናይቲ ሕብረተሰብ ክረብሕ፡ ሓደ ካብ ሚእቲ ክትገድፎ፣ ኑቲ ሓደ ካብ ሚእቲ ክትሕልዎን ኑቲ ተሰዓን ትሸዓተን ካብ ሚእቲ ክትጭፍልቖን በበይኑ'ዩ። ምርግጋጽ ማሕበራዊ ፍትሒ ኣብ ሕብረተሰብና እቲ ዝዓበየ ጸጋ'ዩ። ኩሉ ኤርትራዊ ዜጋ በቲ ንደልዮ ዓቕን ክልተ ዕጽፊ፡ ሰለስተ ዕጽፊ፡ ኣርባዕተ ዕጽፊ ክኸይልና ኢና እንደሊ።

እዚ ክበሃል ዝጸንሐ ናይ ምምሕደራ ጉድለት፡ መንግስቲ ፋንድ ክዞብር ዘይክኣለ ወዘተ. ከም ኩነታቱ ክምለስ ምተኻእለ። ማለት፡ ኣርእስቲ ብኣርእስቲ ክምለሰሉ ምተገብኣ። ኣብዚ መድረኽና ግን ኣይጥዕምን'ዩ። እቲ ቐንዲ ሕቶ እንታይ'ዩ "ኣብዚ ዘለናዮ እዋን ናይ ኤርትራ ዕድል እንታይ ይመስል፧" ዝብል'ዩ። እቲ መልሲ ብሩህ'ዩ። ኩሎም'ውን ክገልጽዎ ጸኒሖም'የም። ብሩህ ክንብል እንከለና ግን ዝጼብጥ ብሩህ መጻኢ ክኸውን ናይ ዜጋታት ድሌትን የድሊ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ናይ መንእሰይ። ገሊ-ገሊ መድረኻት ክሓልፉ እንተ ኾይናም ከም ለማጽ ኣይትኸደን ኢኻ፤ 'ዋይት ኮላር' ኢልካ ጥራይ ኣይትሓስበን ኢኻ፤ ብምሁራዊ ዓይኒ ጥራይ'ውን ክትሓስብ ኣይትኽእልን።

ትምህርቲ ብብልጫ ክንጽዕረሉ ይግብኣና። ንፍልጠት ክንጽዕረሉ ይግብኣና። እዚ ሰዳት፡ ፍልሰት፡ ገለ ዝበልናዮ ከም ተርእዮ ኣብ ውሽጢ ናይ ሓደ ክሰርሓሉ ዝጸንሐ ነገራት ስለ ዝኾኑ ብዙሕ ስለምንታይዶ እንታይዶ ኢልና ትንታኔ ክትህበሉ ዝጸናሕኩም ስለ ዝኾነ ምድግጋሙ ኣየድልየናን'ዩ። እቲ ከይዱ ዘሎ ኤርትራኡ ጸሊኡ ኣይኮነን። ቁጠባዊ ሽግራት ሃልዩዎ ዝኸደ'ዩ፣ ኑቲ ቁጠባዊ ሽግራት ከመሓሪርዮ እንተ ፈቲንና ናብ ሃገሩ ዘይመጽኣሉ መንገዲ የለን ኢልና ኢና እንሓስብ።

ናይ ልምዓት መደባትና ኣዝዩም ሰፋሕቲ'የም። ኣብ ኩሉ መዳያት ክንሰርሕ ብዙሕ መደባት ተታሒዙ ይሰርሓሉ ኣሎ። ኣብ ዕደና፡ ሕርሻ፡ ማሪታይም፡ . . . ስርሓትና ብሰፊሑ ተታሒዙ ይኸይድ ኣሎ። እዚ ክንብል ከለና ግን ዕማም ትሕተ-ቕርጺ ኣብ ውሽጢ ዓድና ክንገድፍ ኣይንኽእልን ኢና። ምኽንያቱ ልምዓት ምስ ጽርግያ'ዩ፣ ልምዓት ምስ ትምህርቲ'ዩ፣ ልምዓት ምስ ጥዕና'ዩ፣ ልምዓት ምስ ጽሩይ ማይ'ዩ፣ ወዘተ። ነዞም ማሕበራዊ ኣገልግሎታት እዚኣቶም ልዑል ግምት ሂብና ኢና ንሰርሓሎም። ምኽንያቱ ሕብረተሰብና ምዕሩይ ጸጋ ከም ዝረክብ ምግባር'ዩ እቲ ቐዳምነት ሂብና ንሰርሓሉ ዘለና። ስለዚ፡ ጽርግያታትና ሃፍቲ ኣለና። ሕምብርቲ-ሓበላ-ኣቑርደት፣ ካብ ፎርቶ ሳዋ ናብ ታማራት ናብ ሱዳን ዘእቱ ሓድሽ ጽርግያ ንሃንጽ ኣለና። ካብ ከርከበት ኣትሒዙ ንሰልዓ ዝኸይድ ሓድሽ ጽርግያታት፣ ደምሒና ካረባ ፎሮ፣ . . .

ብዙሕ ነገር ይኸይድ ኣሎ። ኩሉ ነገር ግን ብሓደ እዋን ዝግበር ኣይኮነን። ኣብ መንእሰያትን ክቱር ድሌት (ኣምቢሽን) ኣሎ። ኩሉ ነገር ቀልጢፉ ክመጽእ ይደሊ። እቲ ምጽማም ክበሃል ዝጸንሐ ሓቂ'ዩ ሕጂ'ውን ክንጽመም ኢና። ምእንቲ ክንረብሕ ተጻሚምና'ዩ ዝጸናሕና። ስለዚ፡ ጸጋታት ምስ ተረኽበ በዚ ንርእዮ ዘለና፡ ኣብ ውሽጢ'ዚ ሃገር'ዚ ዘሎ ዕድላት ንመን ኢሉዎ'ዩ።

ብሓፈሻ ኣብ ጽቡቕ ኩነታት ኣለና። እዚ ከም'ዚ ዝኣመሰለ መኣድታት ዘተ ድማ ክሕይል ነዞም ኣዳለውቲ ክምሕጸን እደሊ። ኣርእስቲ ብኣርእስቲ ፈሊና ብዕሙቕ ዝበለ ደረጃ እንተ ንዝረበሉ፡ ንቕሓታዊ ኣፍልጦና ምዕባዩ ነይሩ። መጻኢ ዕድል ናይ'ዛ ሃገር ግን ኣዝዩ ብሩህ ምዃኑ ክምስክር እደሊ።

** ** **

ኣካዳሚ

# ባህርያት ዕዉት ተመሃራይ



ጀሚል ሰዒድ

ተመሃሮ ዕዉታት ክኾኑ ዘዘውትሩዎ ልምዲታት ኣለዉ። ትምህርቲ፡ መዓልታዊ ንኣስታት ዓሰርተ ኣዋርሕ ኣብ ክፍሊ እናኣተኻ ከተትግብሮ እንክለኻ፡ ኣብቲ ዝገፍሐ ናይ ህይወት ውቅያኖስ ምስ ኣተኻ'ውን ዕድመኻ ምሉእ ኣብ ትምህርቲ ኢኻ ተሕልፎ። ሰብ ካብ ትምህርቲ ተፈልዩ ኣይፈልጥን። ህይወቱ ምሉእ ሒዙዎ ዝኸይድን ካብ ግዜ ናብ ግዜ መምስ ኩነታቱ ዝቐያይሮን ልምዲ ኣሎዎ። ዕውታት ሰባት ዘዘውትሩዎ ነናቶም ልምዲ ኣሎዎም። ኣብ ኣካድያምያዊ ትምህርቲ ዝዕወቱ'ውን ከምኡ። ነዞም ልምዲታት ብምጥቃም ንስኻ'ውን ዕዉት ክትከውን ትኽእል ኢኻ። ካብ'ዞም ልምዲታት ዝጐድኡኻ እንተ ሃልዮም፡ (ዘይትተግብሮም እንተ ደኣ ሃልዮም) ነዞም ዝስዕቡ ዓሰርተ ካብ ልምዲታት ዕዉታት ተመሃሮ ንኽተማዕብሎም ጸዓር። ኩሉ ንምኽሪ ዝበቅዕ እንዶታት ክቐረብ እንክሎ ባዶ መሰረት ኣይመጽእን'ዩ። እቲ ኣብ ዝቐደሙ ዝሕለፍ ተመኩሮ ተዋህሊሉ ዝቐርብ እዩ። ካብቲ ብዙሕ ናብ ዝሓፈሸ ጽማቝ ነጥቢታት ይውሕድ።

## 1. ኣብ ሓደ እዋን ብዙሕ ኩተጽንዕ ዘይምፍታን

ኣብ ሓደ እዋን (ብሓንሳብ) ብዙሕ (ካብ ዓቕሚኻ ንላዕሊ) ከተጽንዕ ምፍታን፡ ድኻም የስዕበለካ'ሞ እቲ እተካይዶ ዘለኻ መጽናዕቲ ውጽኢታዊ ኣይከውንን'ዩ። ኣብ እተወሰነ ግዜ ንኣብነት ድሕሪ ሰዓትን ፈረቓን ወይ ክልተ ሰዓት መጽናዕቲ፡ (ከከም ዓቕሚኻ)፡ ክሳዕ 15 ደቒቕ ሓጺር ናይ ዕረፍቲ ግዜ ውሰድ። ዕረፍቲ ምውሳድ ሓይሊኻ ከም ዝሕደስን ንዝቕጽል መጽናዕቲኻ ድማ ድሉው ከም እትኸውን ይገብረካ። ኣስተውዕል፡ እቲ እትወስዶ ናይ ዕረፍቲ ግዜ ካብ 15 ደቒቕ ንላዕሊ እንተ ኾይኑ እቲ ዝነበረካ ናይ መጽናዕቲ ሃዋህው (መንፈስ) ስለ ዘጥፍእ፡ ናይ ዕረፍቲ ግዜ ካብ 15 ደቒቕ ንላዕሊ ክኸውን የብሉን።

## 2. ናይ መጽናዕቲ ውሱን ግዜ ምህላው

"ኣብ ዝጠዓመኒ ከጽንዕ እየ፣" "መጽናዕቲ ደስ ምስ በለኒ ከጽንዕ'የ፡" ወይ "ፈተና ኣለኩም ምስ ተባሃልና ከጽንዕ'የ፡" ዝብሉ ሓሳባት ኣወግድ። ውሱን ናይ መጽናዕቲ ግዜ ይሃሉኻ፣ ፈተና ኩን ዕዮ-ገዛ ይሃሉወካ ኣይሃሉወካ ብዘየገድስ ኩሉ ግዜ ኣብቲ ውሱን ዘዳለኻዮ ናይ መጽናዕቲ ግዜ ኣጽንዕ። ፈተና ክህሉወካ ተጽንዕ ጥራይ እንተ ኼንካ ጽቡቕ ውጽኢት ክትረክብ ኣሸጋሪ ይገብሮ።

## 3. ሓደ ሰዓት ናይ መጽናዕቲ ግዜ ምህላው

ኣእምሮ ንመጽናዕቲ ብቐሊሉ ድሉው ክኸውን እንተ ደሊኻ ናይ ምጽናዕቲ ግዜኻ ኩሉ ግዜ ሓደ ይኹን። ንኣብነት፡ ካብ ሰዓት 8-11 ከተጽንዕ መደብ እንሃሉዩካ ኩሉ መዓልቲ ኣብዚ ግዜ'ዚ ኣጽንዕ። እዚ እንተ ደኣ ገይርካ ኣእምሮኻ ይለማመድ እሞ ኩሉ መዓልቲ ካብ ሰዓት 8-11 ንመጽናዕቲ ድሉው ይኸውን። እዚ ኣገባብ ኣጸናንዓ ኣብ እተፈላለየ ግዜ ምጥቃም (ሓንሳእ ሰዓት 8 ንግሆ ሓንሳእ ከኣ ሰዓት 6 ናይ ምሸት ወዘተ) ዝያዳ ውጽኢታዊ እዩ።

## 4. ውሱን ዕላማ ምህላው

ብዘይ ዕላማ ኮፍ ኢላካ መጽሓፍቲ ምግንጻል ጥቕሚ የብሉን። ካብ መጽናዕቲ ፍረ ክትረክብ ውሱን ዕላማ ይሃሉኻ። ንኣብነት፡ "ኣብዚ ኮፍ ኢለ ዘጽንዕ ዘለኹ ኣብ ምዕራፍ ሓደ ብዛዕባ ስርዓተ ዙረት ደም ንምርዳእ እዩ፡" ወይ "ብዛዕባ ሕጊታት ኒውቶን ንምፍላጥ'ዩ፡" ዝብል ሸቶ እንተ ሃልዩካ ናይ መጽናዕቲ ግዜኻ ውጽኢታዊ ይኸውን።

## 5. ኣብ እተመደበ ግዜ መጽናዕቲ ምጅማር

ዝተዋሃበና ዕዮ-ገዛ ቀሊል ስለ ዝኾነ "ድሓን ጽንሕ ኢለ (ሓደ ሰዓት ተጻዊተ) መጽናዕቲ ክጅምር'የ፡" "ሰዓት ገና'ዩ ዘሎ የርክበሉ'የ፡" ወዘተ. ዝብሉ ሓሳባት ኣወግድ። ኣብ ትምህርትኻ ዕውት ንኽትከውን ንትምህርቲ ቀዳምነት ሃብ። ብመደብካ መሰረት መጽናዕቲ እትጅምረሉ ሰዓት ትሽዓተ እንተ ኾይኑ፡ ኩሉ ግዜ ሰዓት ትሽዓተ

ጀምር። ከምዚ ምግባር ካብ ሰዓት ምስ ኣኽላካ ብታህዋኽ ዕዮ-ገዛ ትሰርሕ፡ ቀስ ኢልካ ብጽፈትን ተገዳስነትን ክትሰርሕ (ከተጽንዕ) ይሕግዘካ።

## 6. ቡቲ ዝበርተዐ ምጅማር

እቲ ዝበርተዐ ዓውደ ትምህርቲ (ዕዮ-ገዛ) ንኽትምልሶ ግዜን ጻዕርን ዝወስድ ብምዃኑ፡ ኩሉ ግዜ ከይደኸምካን ምሉእ ብምሉእ ነቒሕካን እከለኻ መጽናዕቲኻ ብእኡ ጀምር። እዚ ኸኣ ነቲ ዝብርትዓካ ዓውደ ትምህርቲ ምሉእ ኣቓልቦን ሓይልን ሂብካ ክትሰርሕ የኽእለካ።

## 7. ዕዮ-ገዛ ቅድሚ ምስራሕ ናይ ዝሓለፈ ጽሑፍ (ኖት) ደጊምካ ምንባብ

ዕዮ-ገዛ ክትሰርሕ እንከለኻ ብልክዕ መልሲ ክትህብን ተወሳኺ ሓበሬታ ምእንቲ ክትረክብን ብዛዕባ እቲ ዕዮ-ገዛ ተዋሂቡካ ዘሎ ጽሑፍ ደጊምካ ኣንብቦ።

## 8. ናይ መጽናዕቲ ግዜ ኣቐዲምካ ንብጾትካ ምሕባር

"ካብ ሰዓት 8-11 ከጽንዕ ስለ ዝኾንኩ ኣይወጽእን እየ፡" ወዘተ. ኢልካ ንብጾትካ ኣቐዲምካ ንገሮም። ምኽንያቱ ኣብ ሞንጎ መጽናዕቲ እንከለኻ ኣዕሩኽትኻ እንተ መጺኦም፡ ንሳቶም እናተጻወቱ ከተጽንዕ ክትሸገርን ሃዋህው ናይ መጽናዕቲ ከም እተጥፍእን ይገብረካ። ንዕኦም ኣፋኒኻ ነቲ ዝነበረካ ሃዋህው ክትመልሶ ኣጸጋሚ'ዩ። ስለዚ እተጽንዓሉን እትዘናግዓሉን ግዜ ካብ ሰዓት ክንደይ ክሳብ ክንደይ ምዃኑ ኣቐዲምካ ኣቐሪብቲኻ ፍሉጥ ግበሮ።

## 9. ዘይትርደኦ እንተ ኣጋጢምካ ምስ ብጾትካ ኼንካ ምፍታን

ኣብ ዝኾነ ዓውደ ትምህርቲ ክትርደኦ ዘሸግረካ ጽሑፍ እንተ ኣጋጢሞሙኻ ምስ ብጾትካ ኼንካ ብሓደ ብምጽናዕ ክትፈትሖ ፈትን። ምኽንያቱ ካብ ብጾትካ ነቲ ጽሑፍ ዝፈልጡ ክህሉዉ ይኽእሉ'ዮም። "ካብ ሓደ ርእሲ ክልተ ርእሲ" ከም ዝበልጽ ዘክር። ምናልባት ብጾትካ ዘፍልጡዎ እንተ ዀይኖም ንመምህርካ ካብ ምሕታት ድሕር ኣይትበል።

## 10. ቀደመ-ሰንበት ምጽናዕ

ብዙሓት ተመሃሮ ቀዳመ-ሰንበት ጸወታን ምዝንጋዕን'ምበር ውራይ መጽናዕቲ ክዝክሩ ኣይደልዩን'ዮም። "ካብ ሰኑይ ክሳብ ዓርቢ ተማሂርና ኢና፣ ቀዳመ-ሰንበት ግን ከነዕርፍ'ባ፡" ይብሉ'ዮም። እዚ ግን ኣብ ትምህርቲኻ ጽቡቕ ውጽኢት ንኸይተምጽእ ይዓግተካ'ዩ። ስለዚ ሰኑይ ንግሆ ኣእምሮኻ ንትምህርቲ ድሉው ኰይኑ ናብ ክፍሊኻ ክትኣቱ፡ ኣብ ትምህርቲኻ'ውን ዕዉት ክትከውን እንተ ደሊኻ ቀዳመ-ሰንበት ውጥን ብምውጻእ ንጸወታ ጥራይ ዘይኰነ፡ ንመጽናዕቲ'ውን ተጥቀመሉ። ኣቦታትና "ሰንበት ዘይሓርስ፡ ኣይሓረስታይን፡" ክብሉ እንከለዉ ሰንበት ክትወፍር ኣላካ ማለት ዘይኰነ፡ ነቲ ንሰኑይ እትወፍሮ ንዋታዊን ኣእምሮኣዊን ምድላዋት ከተሰተኣናግድ'ዩ።

## 11. ብግቡእ ምዕራፍ

"'ቀዳመ-ሰንበት ከይተረፈ ኣጽንዕ' እናበልካ ከመይ ኢልካ 'ብግቡእ ኣዕርፍ' ክትብል ትኽእል ክብሃል ይከኣል እዩ። ካብ ሰኑይ ክሳዕ ሰንበት ዘሎ ሸውዓት መዓልታት ዝሓቈፍኡ ዕስራን ኣርባዕተን ሰዓታት ብጻዕሪን ሃለኽለኽ ኣሕሊፈን ንግለት ኣይኩነን። ከምኡ እንተ ዘይኩይኑ'ሞ ነዊሕ ዕድመ'ኳ ኣይህሉወካን። ሰኑይ ኣይትዘናጋዕ ክሳዕ ዘይተባህለ፡ ሰሙን ምሉእ ኣብ ጻዕሪን ዕረፍቲ ኣልቦ መጽናዕቲን ተሕልፎ ማለት ኣይኩነን። እንታይ ደኣ ነተን ኣብ መዓልቲ ዘለዋ ሰዓታት ብግቡእ መቒልካ፡ ንትምህርቲ፡ ስራሕ፡ መጽናዕቲ፡ ዕረፍቲ፡ ድቃስ፡ ናይ ዝንባለ ዕዮታት፡ ምንባብ፡ ምዝንጋዕን ስፖርትን ፈላሊኻ በብግዚኡ ዘድልየካ ክትገብር ይከኣል እዩ። ብኹሉ ውጽኢታዊ ሰብ ኴንካ ንኽትወጽእ ኣብ ዘገድሱኻ ማሕበራዊ ንጥፈታት ትምህርቲኻ ክትሳተፍ'ውን ኣገዳሲ ይገብሮ።

እዚ ኣቐዲሙ ዝተዘርዘረ ዓሰርተው ሓደ ነጥቢታት ምስራሕ እንተ ኣብዩካ ዝሕሽካ ባዕልኻ ኣልሽ'ሞ፡ ውድቀትካን ዓወትካን ብመገዲ ዓምዲ ኣካዳሚ መጽሔት መንእሰይ ኣካፍለና።

ወድሓንኩም

## ግድል

ሰለስተ ኣዕሩኽ ፋታ በሊያም፣ ክፍሊቶም 25 ናቕፋ'ዩ። ነፍሲ-ወከፎም ከኣ 10 ናቕፋ ኣዋጺኦም። እታ ብዓልቲ ካሳ ነታ ኣሳሳዪት 5 ናቕፋ መሊሳትላ። ንሳቶም ከኣ ነታ ኣሳሳዪት 2 ናቕፋ ሞቕሽሽ ገዲፎምላ፡ ነፍሲ-ወከፎም ሓሓደ ናቕፋ ወሰዱ። ካብቲ መጀመርታ ኣዋጺኦሞ ዝነበሩ 10 ናቕፋ፡ 1 ናቕፋ ተመሊሱሎም፤ 10 – 1 = 9። ናይ ሰለስቲኦም ድምር 9 + 9 + 9 = 27። እተን ነታ ኣሳሳዪት ዝተዋህባ 2 ናቕፋ እንተ ደሚርናለን 29 ይኾና። እታ ሓንቲ ናቕፋ ድኣ ናበይ ኣበለት?

(መልሲ ቕድሚ ምርኣይኩም ፈትኑ!)

### መልሲ

ግድላት ማትስ ዋላ'ኳ ከበድቲ ይመስሉ እንተ ኾኑ፡ ብሓቂ ግን እቲ ከበድቲ ዘምስሎም ኣብቲ ኣቀራርባ ናይቲ ሕቶ'ዩ። ነቲ ብጽሑፍ ቀሪቡ ዘሎ ሕቶታት ብልክዕ ምርዳእ እምበኣር፡ ልዕሊ ፍርቂ ናይቲ ሕቶ ምምላስ ማለት'ዩ። ኣብ'ዛ ሕቶ'ዚኣ ፈለማ ኣዳዕዲዕና ክንርድኦ እንኽእል እታ 1 ናቕፋ ክትጠፍእ ከም ዘይትኽእል'ዩ። ኣብቲ ጽሑፍ መኣዝንና ከጥፍኣልና ዝኽእል ቃል ክህሉ ኣሎዎ። እተን 2 ናቕፋ'የን ዘደናግራ። ኣበይ ክንድምረን ወይ ክንጉድለን ይግበኣና? እተን ምስታ ኣሳሳዪት ዝነበራ 2 ናቕፋ ምስ'ተን 27 ናቕፋ ይድመራ ዘይኮናሲ ክጉድላ'ዩ ዝግብኣን። ከም'ተን ሓሓደ ናቕፋ ካብታ 30 ናቕፋ ዘጉደልናየን እተን 2 ናቕፋ ድማ ማልስ ስለ ዝኾና፡ ካብቲ ዝኸፈሉዎ ይጉድላ ደኣ'ምበር ኣይድመራን'የን። ስለዚ 27 – 2 = 25 ናቕፋ (ልክዕ ሕሳብ ናይቲ ዝኸፈሉዎ ዋጋ)። ሓደ ሓደ ቅኑዓት ዝመስሉ ግናኸ ንኸደናግሩ ዝኣትው ቃላት ኣለዉ። ነቶም ቃላት 'የድልዩኒ ድዮም ኣየድልዩኒን' ኢልና ብህድኣት ክንምርምሮም የድሊ።

ሕብረተሰብ



# “ስለምንታይ ክንድ`ዚ ፓስወርድ?”

ኤሊ. ገብረ

“ሞባይሉ ደፊሩ ዝሀበኒ ሱብ እምበር ተሳኢኑ፡፡”

“ኢሂ ሞባይልካ ተበላሽያ ድያ፡ ምኽን እንተትብላሸ ብምንታይ ትድውለለይ ኣለኻ፡፡”

“ብዘኾነ ኣብይ በጺሕኪ፡ ኪዩርስየ ኣለ እየ፡ ምስ ተራኺብና መዕለሊ ዝኾና ኣርእስቲ ስለዘኾነ ምስ መጻእኪ በዛ ኣርእስቲ ከም እነዕልል ዘኪርኪ ምጺ፡፡” ኢሉኒ ከም ልማዱ ቻው ኪየበለኒ፡ ተለፎን ኣብ እዝኪይ ዓጽዩዋ፡፡ ወዲ ሓወቦይ ኣይግዱ ፎርማሊቲ ገለ ፍጹም እዩ ዘይርድኦ፡፡ በቃ ከምዝለዋ ንሱ ኮይኑ እዩ ዝቐርበካ፡፡ ኣነ በዛ ባህሪኡ እየ ዝፈትዎ፡ ዘይንሱ ዘይመስል ብምኳኑ፡፡

ክንራኸብ ኣብ እንሓስበሉ እዋን፡ ነዛም ዓጽመ ስጋና ክንምንጭቶም ኪይነምሲ መታን፡ ኣርእስቲ ዕላል ሒዝና ንምጻእ ኢና ንበሃሃል፡፡ ናይ ሎሚ ተረኛ ንሱ ስለዝነበረ እዩ ድማ ጉዳይ ተለፎን ኣርእስቲ ረኺብ ኢሉኒ፡፡

ምስ ተራኸብና

“ተለፎንካ ብጥዕይታ እንከሎ፡ እንታይ ኮይንካ ናይ ካልእ ሱብ ተለፎን ደሊኻ፧”

“ኣንቲ ትማሊ ቻርጀር ኣብ ስራሕ ገዲፈዮ፡ ተሌፎንይ ቻርጅ ወዲኣ፤ ኣገዳሲ ስራሕ ስለዝነበረኒ ኸኣ ተለፎን ለሚኒ ኢ-መይል ክልእኽ ነይሩኒ፡ ግን ፍቓደኛ ኮይኑ ተሌፎኑ ዝሀበኒ ወዲ ግዛውትና ቀቢጹ፡፡”

“እንታይ ኮይኖም፡ ማለት ወዲ ሓወቦይ ጠንቀምቀም ከምዝይትብል ኩሎም ይፈልጡ እዮም፡፡ ሲም ካርድ ኣውጺኦም፡ ናይ ውልቆም ሰነዳት ዓጽዮም ዘይህቡኻ፧”

“ኣንቲ ኣብ መውዳእቱኡስ ሓደ ቅያር ዝነበረቶ ዓርከይ ዘይጥቀመላ ተለፎኑ ሂቡኒ እንድዩ፡፡ ኣነ ዘተሓሳሰበኒ ነገር ግን ስለምንታይ ኢና ሰባት ክሳብ ክንዱኡ ናጻ ኴንና ተለፎንና ምስ እንፈልጦም ሰባት ሓዲግና ክንክይድ ዘይንተኣማመን ዘለና፡፡”

“እቲ ምኽንያት ብዙሕ ክኸውን ይኽእል እዩ፡፡ ኣሚነ ተለፎንይ ገዲፈላ ዝኸድኩ መሓዛይ፡ ናይ ውልቀይ ናይ ጽሑፍ መልእኽቲ ኣትያ ክትገርግር ምስ ረኺበክዋ፡ ብድሕሪ እዛ ኣጋጣሚ ኣሚነ ተለፎንይ ንሱብ ኪይህብ ቀሪጸ እየ፡፡ ደሓር ከኣ ኣዝዩ ዘገድስካ ሰነድ ተደምሲሱ ይጸንሓካ፡ ብዙሕ ነገር እዩ ዘሎ፡ ስለዚ ተሌፎናም ስለዝኸልኡኻ፡ ክትቅየሞም ዘይኮነ ክትርድኦም እዩ ዘለካ፡፡”

ዝሓለፈ ክረምቲ ካብ ኤውሮጳ ዝመጸት መሓዛይ፡ ፓስወርድ ናይ ሞባይለይ ምስ ረኣየት ኣዝያ እያ ተገሪማ፡፡ “ስለምንታይ ክንድ’ዚ ፓስወርድ?” ኢላትኒ፡፡ “ሰባት ተለፎንይ ኣልዒሎም ውልቃዊ መልእኽተይን ሰነዳተይ ኪየርእዩዎ” ምስ በልክዋ፡ ኣዝያ እያ ተገሪማ፡፡ እዛ ጓል 10 ዓመት ከላ ኤውሮጳ ዝኸደት መሓዛይ፡ “ተለፎንኪ ኣብ ገዛ ወይ ኣብ ስራሕ ኢኺ ትገድፍያ ሓቀይ፡ ስድራቤትክን መሳርሕትኽን ከመይ ኣቢሎም ደፊሮም ብዘይፍቓድኪ ነዚ ነገር ይገብሩ?!’ ብምባል ተገሪማ፡፡

ጉዳይ ሞባይል ካብ ተላዕለ ዝበሃል ብዙሕ ኣሎ፡፡ ሓንቲ ሰእሊ ክርኢ ዝሃብኮዮ ሱቡ፡ ብዘይ ናትካ ፍቓድ ገጻት ገናጺሉ ኩሉ ኣልበማትካ እንተዘይርእዩዎ፡ ክትሞቱ ኢኹም ዝተባህሉ ክመስሉ ኣብ ጋለሪ ሞባይልካ ዘሎ ኩሉ ስእልታት ብደቒቕ ክፍትሽዎ ይውዕሉ፡፡ ሓንቲ ከምዚ ዓይነት ኣመል ዘለዋ መሳርሕተይ ርእያ ጥራይ ሰቕ ትብል ኣይኮነትን፡ ብዛዕባ እቶም ኣብቲ ስእሊ ዘለው ሰባት መብርሂ ብድፍረት ትሓተካ፡፡ ካብዚ ሓሊፉ እውን ኑቶም ኣብ ስእሊ ዝረኣየቶም ሰባት ኣብ መንገዲ ምስ ዘጓንፍዋ፡ ሓው ክሱቶ እንዲኻ ዘመድ ክሱቶ እንዲኺ እናበለት ትላለዮም፡፡ ኣነ ንኸምዚኦቶም ሰባት መግለጺ እንደየ ዘይረኽበሎም፡ ትብልዎም ተሊኩም ሹር እሹኪ በልዎ፡፡ ካብዚ ዝተበገሰ ኪይኮነ ኣይተርፍን ደቂ ሰለስተ ኣርባዕተ ዓመት ህጻናት ተለፎንካ ምስ ሃብካዮም፡ ነታ ናይ ጋላሪ ምልክት እናኣርኣዩ ክትከፍተሎም ዝሓቱኻ፡፡

ሰባት ብተፈጥሮና ሀንጡያት ኢና፡ ብዛዕባ ውልቃዊ ታሪኽ ሂወት ካልኦት ሰባት ናይ ምፍላጥ ባህግን ድሌትን ኣለና፡፡ ኣብ ታሪኽ ብቐልጢፍ ልዑል ቁጽሪ ተዓዚቡቲ ዝረኸበ ናይ ተለቪዥን ምርኢታት ሓደ “moment of truth” ከምዝኾነ ቅድሚ ሕጂ እውን ኣብ ገለ ጽሑፈይ ገሊጸዮ ነይረ፡፡ ንምዝኽኻር ዘኣክል እዛ መደብ (ሕጂ እኳ ትቕጽል ኣላ ድያ የላን ርግጸኛ ኣይኮንኩን) ንሓደ ፍቓደኛ ሱብ ጋሻ ገይራ ትዕድሞ፡፡ እቲ

መደብ ብቐጥታ ዝፍኖ እኳ እንተኾነ፡ ኣቓዲሙ ግን እቲ ሕቶታት ኑቲ ሰብ ይሕተት እሞ፡ ሓሶት ብዘይተሰለ. መሳርሒት "lie detector" ተሓጊዙም ተሓታቲ ዝህቦ ዘሎ መልሰታት ሓቂ ድዩ ሓሶት የረጋግጹ። እቲ ፈነወ ብቐጥታ ኣብ ዝፍነወሉ እዋን እቲ ሰብ መልሱ ናይ ምቕያር መሰል ኣለዎ፡ ሓቂ ድዩ ሓሰዩ ግን ኣቓዲሙ ብሓገዝ እዛ መሳርሒት ተፈሊጡ ስለዝጸንሕ፡ እቲ ዝህቦ መልሲ ሓቂ ኮይኑ እንተተረኺቡ፡ ተሓታቲ ክሳብ ሓደ ሚልዮን ዶላር ይሽለም። ወዮ ማሽን ዋላ ሓንቲ ግዜ ሓሰዩ እንተኢላ ግን ጥራይ ኢዱ ንገዝኡ።

ኣብዚ መደብ ዝሕተት ሕቶታት ኣገዳሲ ምስጢራዊ ሕቶታት ኮይኑ፡ እቶም ተሓተቲ ሰብ ሓዳር፡ ወይ ድማ ሕልኽልኽ ዝመልኦ ስድራቤታዊ ሂወት ዘለዎም እዮም። እዛ ናይ ተለቪዥን ምርኢት ሚልዮናት ሰባት ካብ ኩሉ ኩርናዓት ዓለም ብህንጡይነት ይጸብይዋ ከም ዝነበሩን ኣብ ሓጺር እዋን ኣብ ታሪኽ ተለቪዥን ተመዝገቡ ዘይፈልጥ ብዘሓ. ተዓዘብቲ ከምዝረኸበት ናይ ቅድሚ 10 ዓመት ጸብጻባት የመልክቱ። ሰባት እምበኣር ዝዓበናሉ ከባቢ ብዘየገድስ ብዙሕ ሂወት ካልእ ሰብ ናይ ምፍላጥ ተፈጥሮኣዊ ባህጊ ኣለና።

እዚ ተፈጥሮኣዊ ባህጊ ግን ክንቆጻጸሮ ንኽእል ነገር እዩ። ካብ ቁጽጽርና ወጻኢ ክኸውን እንፍቅደሉ ንሕና ባዕላትና ኢና። ሓደ እዋን ሓደ ዋና ትካል ክልተ ተመሳሰሊ መስመር ተለፎን ስለዘለዎ፡ ኑቲ ጻውዒት ናብቲ ሓደ ክፍሊ ኣሕሊፉ፡ ቤት ጽሕፈቱ ዓጽዩ፡ ውልቃዊ ዕላል ሰራሕተኛታት ብጽሞና ይከታተል ከምዝነበረ ባዕሉ ሓደ እዋን ተናዚዙለይ። እንታይ ኮይኑ ከምኡ ይገብር ከምዝነበረ ኣይርደኣንን። ደሓር ግን ሓደ ሰብ ኢድ ብኢድ ምስ ሓዚ ካብዚ ዝኸፍእ ኣይምጻእ ኢሉ፡ ብውሳነ ሓዲጎ ኢሉኒ።

ሎሚ ደኣ ሞባይል ተለፎን መጺኡ ዕዳጋ ዝሓለወን ይኸውን እምበር፡ ኦፕሬተራት ምንጪ ዜና ናይ'ቲ ዝሰርሓሉ ትካል እዮም። ብፍላይ ዕበይ ዝበለ ትካል ምስ ዝኸውን፡ ናይ ውሽጥን ናይ ደገን መስመራት ኣብ ትሕቲ ቁጽጽራት ኦፕሬተር ስለዝኾነ፡ ብዙሕ ውልቃዊ ታሪኽ ዳርጋ ኩሉ ሰራሕተኛ ዝፈልጣ ኦፕሬተራት ኣብ እንሰርሓሉ ትካል ረኢና ኢና። እዚ ጉድለት ዲሲፕሊን ከምዝኾነ፡ ብጭብጢ ኣብ ትተሓዘሉ እዋን ክሳብ ካብ ስራሕ ዘስጉግ ዓቢ ገበን ምዃኑ ይፈልጣ'ዶ ይኾና ኦፕሬተራትና።

ከምቲ ሰባት ናጽነትናን መሰልናን ክኽበሩልና እንደልየም፡ ከምኡ ድማ ንሕና መሰል ብሕትውና ናይ ሰባት ክነኽብር ይግበኣና እዩ። ውልቃዊ መልእኽትታይ ክንበብለይ ክሳብ ዘይደለኹ፡ ናይ ሰባት መልእኽቲ ይኹን ስእሊ ክንርኢ ኣይግባእን። መሰል ካልኦት ምኽባርን ናትካ ዘይኮይኑ ዘይምድላይን ዘይምረኣይን መግለጺ ሓደ ጭዋ መንእሰይ እዩ እሞ፡ መንእሰያት ውልቃዊ ማህደር ካልኦት ሰባት ካብ ምብርባር ንቆጠብ።

***

# መገሻ ባሕሪ

ድቦላ ኣጋጣሚ
ከም'ዛ በርቂ መስመስ
ተርባጽ ናይ'ቲ ነጐዲ
ከም ሕሱም ዘባህርር
ነቒለ ትብለኒ ንመገሻ
ፍቕረይ ኣፋስጋይ
ድሕሪት ክትመልሰኒ
ኣብ'ቲ ናይ ጽምዋ ጣሻ
ምሳይ ደኣ፡ ምሳይ...
ጽንሓለይ በጃኻ።
ምቕሉል ሓወይ ኣብ ሕልና ዘድበየ
ሳላኻ ትንፋስ መሊሰ
ሕሙም ልበይ ምስ ሓወየ
ከመይ'ለ ምፍላይካ ክኽእሎ?
ልበይ ኣብ ዝባነይ ሓዚሉ፡
ምስ ዓይነይ ክበኣስ ተኸኸ ኢሉ፡
ብዘይብኣኻ'ሞ ክማሙቕ ከመይ'ለ!?
ክብረተይ ምፍላይካ'ኮ!!
ከም ልበይ ስምዓኒ'ሞ!?...
ሕንቃቐ፡ ጽባቐ፡ ልግሲ፡ ጣዕሚ
ሓልዮት፡ ፍልጠት፡ ምሕረት
ስኢነ ከይጠሚ...
ምግበይ ልብኻ ክብሕታ
ዝዓምበበ ክፈሪ ከስተማቕር ፍቕሪ
ምሽት ኬድካ ተመለስ ወጋሕታ
ከም መገሻ ባሕሪ።

ነጻነት ተወልደ

# ጥዕና

# 10 ልምድታት ንድሕነት ኩሊት

ብንያም ኢሳይያስ

ብዘይ ዝኾነ ግዳማዊ ደገፍ፥ ዕዮ ምጽራይ ደምን ርስሓት ብመልክዕ ሽንቲ ጌርካ ካብ ኣካል ምርጋፍን፥ ምምዕርራይ ናይ ኣካላት ፈሳስን ደረጃ ኤልክትሮላይትን ዕማም ኩሊትና እዩ። ሽኮርያን ጸቕቲ ደምን ግን ንምሉእ ዕዮ ኩሊት ዓንቐጽቲ ሕማማት'ዩ። ነዞ ልዑል ግደ ዘለዋ ህዋስ ምንክብኻብን ካብ ሕማማት ምክልኻልን ድማ ዕድኃታዊ ንጥፍትና'ዩ። ሰዒቡ ድማ ንኩሊትና ካብ ተጽዕኖ ንምክልኻል፥ መርበብ ሓበሬታ www.kidney.org ክንገብሮም ዘለና 10 ልምምድታት ዘርጊሑ ይርከብ። ከም ዝጥዕም ብምግባር ቶርጊመዮ ኣለኹ። ሰናይ ንባብ፥

## 1. **ናይ ቃንዛ መድሃኒታት ብበዝሒ ካብ ምህላኽ ንቀጠብ**

ናይ ቃንዛ መድሃኒታት ቀጫቀጮታን ቃንዝን ኣብ ምዝሓል ዘይክሓድ ተራ ኣለዎም። ከም ጥቅሞም ድማ ዘይተርፍ ጉድኣት ኣለዎ። እዞም መዝሓልቲ ቃንዛ ብበዝሒ ምስ እንወስዶም ንኩሊትና ዕንወት ወይ ጉድኣት ይፈጥሩላ እዮም። ስለዚ ብበዝሒ ናይ ቃንዛ መድሃኒት ብምውሳድ ኩሊት ኣብ ሓደጋ ካብ ምእታው፥ ቃንዝ ንዕግሰሉ ጥበብ ተትኣታተና ተመራጽ'ዩ። ብፍላይ ከኣ ናይ ኩሊት ሕማም ምስ ዝህልወና፥ ብበዝሒ ምጥቃሙ ሓደገኛ ይገብሮ።



## 2. **ጨው ምውጋድ**

ጨው (ንመግቢ እንጥቐመሉ) ብ ሶዲየም ዝትባህለ ባእታ ዝቖመ እዩ። እዚ ባእታ ኸኣ ጸቕቲ ደም ኣብ ምብራኽን ብኡ ኣቢሉ ድማ ንኩሊት ኣብ ምጉዳእን ወሓለ'ዩ። ኣብ መግብና ንጨው ኣማሪጺ ክኸውንና ዝኽእሉ ልማዳት ብምትእትታው ካብዚ ጉዳኢ ባእታ (ሶዲየም) ንኩሊትና ንከላኸላ።

## 3. **ምስሩሕ መግቢ ምውሳድ ነወግድ**

ኣብ ሃገርና ብዙሕ ዝተመስሩሕ መግብታት የለውን። ግን ምስ ምስፍሕፋሕ ሱፐርማርኬትን ናይ ኣመጋግባ ለውጥን ዝተመስርሑ መግብታት ክንጥቀም ንኽእል ኢና። ስለዚ ምስሩሕ መግቢ ምንጪ ሶዲየምን ፎስፈረስን ዝተባህሉ ባእታት ብምዃኖም ብበዝሒ ምውሳዶም ተመረጽቲ ኣይገብሮምን።

## 4. **ማይ ብበዝሒ ምስታይ**

ቃንዛን ሕማምን ክፈጥር ዝኽእል ናይ ኩሊት ጸጸር (እምኒ)ን ንምዝሓልን ምፍዋስን፥ ሶዲየምን ካልኦት በከልቲ ቐመማትን ኣብ ምጽራይ ማይ ፍቱን መድሃኒት እዩ። ስለዚ ኩሊትና ብጥዕይታ ንምጽናሕን ካብ ክመጽእ ዝኽእል ሓደጋ ንምውጋድን ማይ ብበዝሒ ንስተ።

## 5. **ዝምቡዕ ሰዓታት ድቃስ ምውጋድ**

ዝተመዓራረየ ድቃስ ምድቃስ ማለት ገብእን እኹልን ሰዓታት ምድቃስ ንኣካላትን ኩሊትናን ብጥዑይ ንምሓዝ ኣገዳሲ'ዩ። ዕዮ ኩሊት ብመስርዕ ድቃስን ምትሳእን ዝተቓነየ እዩ። ስለዚ ኣብ 24 ሰዓት እትፍጽሞ ዕዮ ተጽዕኖ ንኸይፈጥረላ ዝምቡዕ ሰዓታት ድቃስ ነወግድ።

## 6. **ስጋ ብበዝሒ ካብ ምብላዕ ንቀጠብ**

ናይ እንስሳታት ፕሮቲን ንኩሊት ክጎድኣ ዝኽእል ልዑል መጠን ኣሲድ ኣብ ደም ከም ዝመንጩ ይገብሩ። እዚ ድማ ጠንቂ ኣሲዶሲ ይኾውን። ብሰንኪ እዚ ኸኣ ኩሊት ብቁልጥፍ ኣሲድ ክተጽርግ ብዘይምኽኣላ ኣብ ሓደጋ ትወድቕ። ፕሮቲን ንዕቤት ኣካላትን ምጽጋንን ኵሉ ክፋል ኣካላት ኣገዳሲ'ዩ። ስለዚ ፕሮቲን ክንረክብ ብበዝሒ ስጋ

ኣብ ንበልዕ ብኸልእ ኣማራጺታት ንተክአየ።

7. **ብሽኮር ዝበልጸጉ መግብታት ብብዝሒ ካብ ምብላዕ ንወገድ**

ሽኮራዊ ብብዝሒ ምምጋብ ንክልተ ጠንቂ ሕማም ኩሊት ዝኾኑ ሽኮርያን ጸቕጢ ደምን መበገሲ ምንጭ'ዩ። ስለዚ ድሕነት ኩሊትና ንምውሓስ ብብዝሒ ሽኮር ዝበልጸገ መግቢ ካብ ምብላዕ ነወግድ።

8. **ሽጋር ምትካኽ ነወግድ**

ብዙሕ እዋን ሽጋራ ጠንቂ ሕማም ሳንቡእን ልብን ኩበሃል ሰሚዕናን ሪኢናን ንኸውን ኢና። ኣብ ርእሲ እዞም ሕማማት ሽጋራ ንኩሊት'ውን ጉዳኢ'ዩ።

9. **ኣልኮል ብብዝሒ ካብ ምስታይ ንቖጠብ**



መዓልታዊ ኣልኮል ብብዝሒ ምህላኽ መጠን ተኹኡሎ ብሕዱር ሕማም ኩሊት ንምጥቃዕ ብዕጽፊ የበርኾ። ምስ ኣልኮል ተሓዊሱ ሽጋራ ምስ ኑትክኽ እቲ መጠን ጉድኣት ኩሊት ኣዝዩ ይልዕል። ስለዚ እንሰትዮ ኣልኮል ንቆጻጸር።

10. **ነዊሕ ሰዓታት ኮፍ ምባል**

ከኢላታት ምንቅስቓስን ሕማም ኩሊትን ምትእስሳሩ ብመጽናዕቲ ክበጽሕዎ እኳ ተዘይክኣሉ፡ ነዊሕ ሰዓታት ኮፍ ምባል ንኩሊትና ንጉድኣት ዝድርኽ እዩ።

እዞም ዓሰርተ ልምድታት ንኩሊት ካብ ሓደጋ ንምክልኻል ዝሕገዙ'ዮም። ስለዚ ንድሕነት ኩሊት ብምባል እንወስዶምን እንገብሮምን ብመጠኑ ይኹን።

# ጨና ትሽትሽ ብኸመይ ነወግድ?



ናይ ትሽትሽ ጨና ኣቓልቦና ዘይስሕብ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ምስ ፈተውትናን ቀረብትናን ኣብ ንኾነሉ ግዜ ግን ሓሳብና ክገዝእ ግድነታዊ'ዩ። ብፍላይ ድማ ረሃጽና ኩዳን ጺይቁ ቅርጺ ምስ ዝሕዝ ርእሰተኣማንነትና ዝትንክፍ'ዩ። ነዚ ጨና ምስ ዝሕወሶ ድማ ሕማም ርእሲ ክኾነና ግድነታዊ ይገብሮ። ዝተፈላለዩ ሰባት ከኣ ስለምንታይ ትሽትሽይ ይጨኑ ኢሎም ክሓቱ ዝሰምዑ።

## ጠንቂ ጨና ትሽትሽ ግን እንታይ'ዩ?

ኣካላትና ብናይ ረሃጽ ጽቅታት ዝተሸፈነ'ዩ። ምኽንያቱ ረሃጽ መጠን ምቆት ኣካላትና ንምቁጽጻር ኣገዳሲ ብምኳኑ። ክልተ ኣገደስቲ ጽቅታት ረሃጽ፥ ኢክርሪን፡ ኣፖክርሪን ይብሃሉ። ብብዝሒ ንኣካላትና ዝሸፈነ ጽቂ ኢክርሪን እዩ። ኢክርሪን ኣብ ክፉት ክፋል ቆርበትን ክርከብ ከሎ። ኣፖክርሪን ድማ ብብዝሒ ጸጉሪ ኣብ ዘብቁል ክፋል ኣካላትና ይርከብ።

ኣካላትና ምቆት ክወቅዮ ኸሎ ጽቂ ኢክርሪን ብምኽፋት ረሃጽ ከም ዝወጽእ ይገብር። እዚ ረሃጽ ሽታ ኣልቦ'ዩ። ከምኡ'ውን ጸቕጢ ክሕዘና ኣብ ዝጅምር ከኣ ጽቂ ኣፖክርሪን ሽታ ኣልቦ ረሃጽ ክነዝዕ ይጅምር። ነዚ ረሃጽ ባክተርያ ክዓስሎ ኸሎ ወይ ውን ገለገለ እንህልኹም መግብታትን እንወስዶም መድሃኒታትን ድማ ጨና ከም ዝፈጥር ይገብርዎ። ጽቂ ኣፖክርሪን ቅድሚ ግርዘውናን ጉብዝናን ስርሑ ኣይጅምርን'ዩ።

ረሃጽ ናይ ምንዛዕ መስርሕ ንቡር ናይ ተፈጥሮ ንጥፈት'ዩ። ገለገለ ሰባት ግን ልዕሊ ንቡር ክርህጹ ይረኣዩ። እዚ ተርእዮ ሃይፐርሃይድሮሰስ ተባሂሉ ይጽዋዕ። ሃይፐር ሃይድሮሰስ ዘለዎም ሰባት ኣብ ኢዶም፡ እግሮምን ትሽትሾምን ብብዝሒ ይርህጹ።

# ጨና ትሽትሽ ብኸመይ ንከላኸሎ?

ምክልኻል ወይ ምውጋድ ጨና ትሽትሽ ብመሰረት ጠንቂ ጨና ዝተፈላለየ እዩ። እቲ ጨና ብድኹም ጽሬት ኣካላት፡ ምጥቃም ዝትፈላለዩ ነገራት ወይ'ውን እንወስዶም ሕክምናዊ ክትትል ክፍጠር ዝኽእል። መሰርሕ ምክልኻሉ ድማ ከም ጠንቁ ዝተፈላለየ'ዩ። ንኹሎም ጠንቅታት ጨና ኣብ ረሃጽ ዝፍጠሮ ዝትፈላለዩ ባእታት'ዮም ዝፈጥሮም። እንጥቀመሎም መከላኸሊ ድማ ንመጠን ረሃጽ ዘወግድ እምበር ጠቕላላ ዘጥፍእ ኣይኮነን። ገለ ገለ ኣገባባት ምክልኻል ድማ እዞም ዝስዕቡ'ዮም፥

## 1. ጸረ ረሃጽ ተጠቐም፥

ኣብዚ ሎሚ እዋን ሙብዛሕትና ጥዑም ጨና ክህልወና ኣብ ትሽትሽና ዴድሮናት ንጥቀም ኢና። ዴድሮናት ንሕማቅ ጨና ከጥፍኣልና ይኽእል'ዩ። እንተኾነ ምሉእ ብምሉእ ረሃጽ ከም ዘጥፍእ ጌሩ ስለ ዘይትዓየየ ካብ ምርሃጽ ኣይዓግተናን። ጸረ ረሃጽ መድሃኒት ምስ እንጥቀም ግን ብማዕረ ንረሃጽን ንጨናን ከጥፍኣልና ይኽእል።

## 2. ድሕሪ ምሕጻብ ኮበስና ንውሑድ ደቃይቕ ክዳን ኣይንከደን፥

ድሕሪ ምሕጻብና ንውሑዳት ደቃይቕ ክዳን ከይለበስና ንጽናሕ። ብፍላይ ብውዕይ ማይ ምስ ንሕጸብ ወይ'ውን ዳህሪ ኣብ ዘለዎ ክሊማ ንቕመጥ ምስ እንኸውን ኣገዳሲ ተግባር'ዩ። ንኣካላትና ንኽዝሕል ዕድል ንፍጠረሉ። ኣካላትና ምስ ነቐጸ ክዳን ንለብስ እንተኾይና፡ ድሕሪ ምሕጻብና ክፍጠር ዝኽእል ምርሃጽ ክነውግድ ንኽእል ኢና።

## 3. ጸጉሪ ትሽትሽና ንቑረጽ



ጸጉሪ ጠሊ ናይ ምሓዝ ተኽእሎኡ ልዑል'ዩ። ጸጉሪ ትሽትሽና'ውን ልክዕ ከም ኩሎም ጸጉሪ'ዩ። ስለዚ ረሃጽ ካብ ትሽትሽና ብዙብዚሒ ምስ ዝወርር ጸጉሪ ትሽትሽና ምእላይ ኣገዳሲ'ዩ። ጨና ኣብ ምውጋድ'ውን ምእላይ ጸጉሪ ሓጋዚ'ዩ። ምእላይ ጸጉሪ ትሽትሽ ብዙሕ ረሃጽ ንኸይፈሪ ኣዝዩ ኣገዳሲ'ዩ። ብዙሕ ረሃጽ ተዘይፈርዩ ድማ ጨና ምህላው ዘለዎ ተኽእሎ ውሑድ'ዩ።

## 4. ንረሃጽ ደረኽቲ መግብታት ነውግድ

እንበልዖ መግቢ ንመጠን እንርህጾ መቸም ጸላዊ ምኳኑ ኣይጠፍኣኩምን'ዩ። በዚ መሰረት ገለገለ መግቢ ብዙሕ ረሃጽ ክንነዝዕ ዝድርኹ'ዮም። ነዞም መግብታት ብምውጋድ ወይ ብምውሓድ መጠን ረሃጽ ብኡ ኣቢሉ ድማ ጨና ትሽትሽ ክንቆጻጸሮ ወይ ክነውግዶ ንኽእል ኢና። ዝያዳ ዘርህጹ መግብታት፥ ዝተመሰርሐ መግቢ፡ ኣልኮል፡ ልዑል ትሕዝቶ ስብሒ ዘለዎ መግብታት፡ ካፌን፡ ጆላቶ ወዘተ.

## 5. ረሃጽ ዘወግዱ መግብታት

ከም ኣብ ቁጽሪ ኣርባዕተ ዝተገልጸ ብብዝሒ ክንርህጽ ዝገብሩ መግብታት ብኣንጻሩ ድማ ውሑድ ረሃጽ ክነውጽእ ዝሕግዙ መግብታት ኣለው። እዞም መግብታት ን ስርዓተ ምሕቃቅ ኣካላት ዘዩህልኹ ብምኳኖም ንመጠን እንርህጾ ዝቆጻጸርዎ። እዞም መግብታት፥ ማይ፡ ልዑል ትሕዝቶ ካልስዩም ዘለዎ መግብታት፡ ባናና፡ ኣሕምልትን ፍሩታታትን ኣሊቭ ኦይል፡ ቀጠልያ ሻሂ፡ ምቁር ድንሽ ወዘተ.

## 6. ሃይድረይት ንኹን፥

ብዝሒ ዘለዎ ማይ ብምስታይ ከምኡ'ውን ብዙሑ ትሕዝቶ ማይ ዘለዎ መግብታት ብምምጋብ መጠን ምቆት ኣካላትን ብምቁጽጻር ኣካላትና ነዝሕል። እዚ ምግባር ትሽትሽና መጠኑ ዝሓለፈ ረሃጽ ንኸይነዝዕ ከኽእሎ እዩ።

## 7. ንፋስ ዘእትዉ ክዳውንቲ ንከደን

ኣካላትና ጠቢቆም ዝሕዝዎ ክዳውንቲ ምኻኖን ዝያዳ ክንርህጽ ዝገብሩ'ዮም። ስለዚ ኣካላትና ንፋስ ረኺቡ ምቆት ኣካላትና ክቆጻጸር ንፋስ ዝእትው ክዳውንቲ ንከደን።

## 8. ምትካኽ ሽጋራ ነውግድ

ኣብ ሽጋራ ዝርከብ ኒኮቲን ልክዕ ከም ካፌን መጠን ምቆት ኣካላትና ዘበርኽን ልብና ብፍጥነት ክትወቕዕ ዝገብርን'ዩ። እዚ ድማ ንጽቕታት ረሃጽ ኣካላትና ዝያዳ ከም ዝሰርሕ ይገብሮም። ብብዝሒ ከይንርህጽ ሽጋራ ምትካኽ ነውግድ። ልዕሊ ኹሉ ጨና ትሽትሽ ክነወግድ ግን ኣካላትና ብጽሬት ንሓዝ።

ብንያም ኢሳይያስ

## ባህልን ስነጥበባትን

# ዕላል ምስ ደራስን ተመራማሪ ታሪኽን
# ኣለምሰገድ ተስፋይ



ደራስን ተመራማርን ታሪኽ ብጻይ ኣለምሰገድ ተስፋይ ብ1944 ኣብ ዓዲ ኴላ ተወሊዱ። ብ1969 ኣብ ኢትዮጵያ፡ ብ1972 ድማ ኣብ ሕ.መ.ኣመሪካ ብሞያ ሕጊ ናይ ባችለርን ማስተርስን ማዕርግ ለቢሱ። ብ1974 ናይ ዶክቶረይት ትምህርቱ ኣቋሪጹ፡ ኣብ ህዝባዊ ሓይልታት ሓርነት ኤርትራ ብምስላፍ፡ ክሳብ ናጽነት ኣብ ክፍልታት ህዝቢ፡ ትምህርቲ፡ ባህሊ፡ ምንቕቓሕ ዜናን ኣገልጊሉ።

ነዚ ዝሓለፈ ኣስታት ዕስራ ዓመት ናይ ናጽነት ድማ፡ ነቲ ካብ 1941 ክሳብ 1962 ዝዝርጋሕ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ ከም ሓደ ጥሙር ተኸታታሊ መጽናዕቲ ኣብ ምድላው እዩ ኣሕሊፍዎ። ኤርትራ፡ ካብ ፈደረሽን ናብ ጐበጣን ሰውራን መዛዘሚ ናይ'ዚ ብኣይንፋላለ ጀሚሩ ናብ ፈደረሽን ኤርትራ ምስ ኢትዮጵያ፡ ካብ ማትየንሶ ክሳብ ተድላ ዝቐጸለ ተተኻኻኢ ቕጽታት እዩ።

ብዘይካ'ዚ፡ ብጻይ ኣለምሰገድ ተስፋይ ብርክት ዝበለ ልብወለዳዊ ዛንታታት፡ ተዋስኦታት፡ መጽናዕታዊ ጽሑፋትን ቴማታትን ብቛንቛታት ትግርኛን እንግሊዝን ዘበርከተ ገዲም ደራሲ እዩ።

ብጻይ ኣለምሰገድ ንሕክምና ኣብ ቻይና እዩ ጸኒሑ። ዋና ኣሰናዳኢ እዛ መጽሔት ብስራሕ ናብ ቻይና ኣብ ዝገሸሉ እዋን፡ ምስኡ ዘካየዶ ሰፊሕ ዕላል ስዒቡ ይቐርብ። ብጻይ ኣለምሰገድ ተስፋይ ኣብዚ እዋን`ዚ ሕክምና ወዲኡ ናብ ዓዱ ተመሊሱ ኣሎ።

- **እንቋዕ ኣረኣአየና። ብኸነታት ጥዕናኻ ክንጅምር። ከመይ ነይሩ? ሕጂኸ ኣብ ከመይ ኩነታት ኣሎኻ? ከምዚ ዝርእየካ ዘለኹ እኳ ጥዒሙካ ዘሎ ኢኻ ትመስል . . .**

** የቐንየለይ፣ ብዙሕ ኣመስግነካ። ንመጽሔት መንእሰይ`ውን ኣመስግን። ብጥዕና ኣብ ኣዝዩ ዝሓሸ ኩነታት እርከብ። ኣብ'ቲ መጀመርታ ክብድ ኢሉኒ ነይሩ፣ ሕጂ ግን ኣብ በጂንግ ብዝረኸብኩዎ ብሉጽ ሕክምናን ክንክንን፡ መገዲ ሕውየት ዝሓዝኩ'መስል። በዚ ኣጋጣሚ ንኹሎም'ቶም ኣብዚ ንኽበጽሕ ዝሓገዙ ብጾት፣ ፈተውትን ቤተሰብን ከመስግኖም እደሊ። ብፍላይ ግን ነቲ ኽንድን ዝያዳን ዓርክን ሓውን ኮይኑ ዘዓንገለኒ ኣምባሳደር ጸጋይ ተስፋጽዮን (ድንሽ)፣ ንፍሉይ ሰብ ዝግባእ ፍሉይ ምስጋና ይብጻሕካ እብሎ።

- **በየን ክንጽውዓካ ጋዜጠኛ፣ ደራሲ፣ ስነጥበበኛ፣ ተመራማሪ ታሪኽ ወይስ ብኹሉ?**

** ንሱስ ንዓኻ ኽገድፈልካ። ስራሓተይ ርኢኻ ይግብኦ ንትብሎ ኽትህበኒ እመርጽ።

- **ስለምንታይ?**

** ስነ ጽሑፍ ንህዝቢ ስለ ዝቐርብ፣ ህዝቢ ወይ ኣንባቢ ነቲ ስርሓተይ ርእዩ እንተ ገለጸኒ ይሓይሽ ካብ ኣነ ኸምዚ እየ ዝብሎ።

- **እንታይ እንተጌርካ ኢኻ (ጋዜጠኛ፣ ደራሲ፣ ስነጥበበኛ፣ ተመራማሪ ታሪኽ) ተባሂልካ**



**እትጽዋዕ?**

** እዚኣ'ኳ ኸምቲ ትመስሎ ቀላል ሕቶ ኣይኮነትን። ኣብዚ ዝጠቐስካዮ ዓውድታት ዝነጥፍ ዝኾነ ሰብ በቲ ሲያሜ ኽጽዋዕ ንቡርን ግቡእን ይመስለኒ። ግን፡ ደርጃታት ከኣ ኣሎዎ - ተልመዴን፡ ማእከላይ፡ ምኩር፡ ወዘተ። ብቑዕ ወይ መሃዚ (creative) ንኽትከውን ግን ነቲ ዝሓዝካዮ ንጥፈት ብጥበብ፡ ብስነ ጽባቐ፡ ብሓበሬታ፣ ብስፍሓት ወይ ብዕምቈት ሓዲሽ ነገር ክትውስኸሉ፣ ደረጅኡ ክተብርኾ ዘሎካ ይመስለኒ። ነቲ ዝጸንሓካ ምድጋም ወይ ትሕቲኡ ምውራድ፡ ብቑዕ ወይ ጸላዊ ስነ ጥበበኛ ኽትገብረካ ዝኽእል ኣይመስለንን። ብዙሕን ነዊሕን ጻዕሪ፡ ምርምር፡ ትዕግስቲ፡ ሃናጽን ሃሳይን ነቐፌታ፡ ክብ ለጠኞ ዝብል ናይ ሰዓብቲ ተቐባልነት እናሰገርካ እዩ ኣብ ዝበጻሕ ዝበጽሕ።

እዋን ቁልዕነትን ንእስነት

- **እዋን ቁልዕነት ከመይ ትዝክሮ? ኣበይን ብኸመይን እንታይ እናገበርካን ዓቢኻ?**

** ፍቕርን ምኽባርን ኣብ ዘሎዎ ስድራ ቤት'የ ዓብየ። ኣብ መንጎ ኽልተ ኣሓት ስለ ዝተወለድኩ ድማ ንጸወታን ዕንደራን ብዙሕ ግዜ ነይሩኒ። ናጻን ሕጉስን ቈልዓ እየ ነይረ፣ ውዕይዕይ ዝበልኩ። ዝበዝሐ ቈልዕነተይ ኣብ ፓራዲዞ እዩ ሓሊፉ። ቅድም ቤት ትምህርቲ ሕብረት፡ ጸኒሖ ድማ ኮምቦኒ ተማሂረ። ደቂ ፓራዲዞ ካብ ማእከል ከተማ ርሒቕና ስለ ዝዓበና፡ ናይ ሹቕ ጽልዋ ኣይነበረናን። እንዳ ሻሂ ምእታው፣ ምሕሻሽ ኣይንፈልጥን ዝነበርና። ትምህርትን ጸወታን'ዩ ዝነበረ ሓዳርና።

- **ኣብ እዋን ቁልዕነትካ ብዛዕባ ኣብ መጻኢ ክትትኮ ዝነበረካ ዝእንፍት ባህጊ ወይ ዝንባሌ ነይሩካዶ? እንተዘኪርካዮ'ስከ ኣዕልለና።**

** ይመስለኒ`ው። ሰለስተ ዓበይቲ ኣሕዋተይ ጀነራል ዊንጌት ኣብ ዝተባህለ፣ ብእንግሊዛውያን ዝማሓደር ናይ ኣዲስ ኣበባ ቤት ትምህርቲ እዮም ተማሂሮም። ኣብኡ ድማ ንመዋእሎም ዘይተፈልዮም ፍቕርን ምስትምቓርን ናይ ኩሉ ዝዓይነቱ ባህላዊ መግለጺታት - ሙዚቃ፣ ስነ ጽሑፍ፣ ቅብኣ፡ ድራማን ሲነማን ክሰንቁ ንዓይ`ውን ከሕልፉለይ ክኢሎም። ካብ ቍልዕነተይ፡ ናይ ብዓል ዲከንስ፡ ቪክቶር ሁጎን ቶልስቶይን ጽሑፋት እናንበብኩ ወይ እናተዘንተወለይ፣ ክላሲካል ሙዚቃ እናሰማዕኩ እየ ዓብየ። ኣብ ኮምቦኒን ናይ ኣዲስ ኣበባ ቤት ትምህርቲ ምንሊክን ድማ ከማዕብሎን ናብ ልምዲ ክቕይሮን ክኢለ። እዚታት ይመስለኒ ጽልዋ ዘሕደረለይ።

- **ኣብ እዋን ቁልዕነትካ ዝበሩ ትዝክሮም ጸወታታት፣ መዘናግዒታት ወዘተ. ከመይ ይመስሉ?**

** ሳልሻቲ ዝብሃል ሃደንትን ተሃደንትን ኮይንና ንጓየየሉ ዝፈትዎ ጸወታ ነይሩ። ማይዶ ጸባ፡ ኣሸኻኹት ዓለም (ንዓለም መን ገዚኣ)፣ ፓሊና፣ ባሊቃ፣ ቡቻ፡ ኣታሓባባእ፣ ፊጉሪኒ ዝበሃል ገበር ናይ ፓኮታት ሽጋራ ጸፍጺፍና ብትንፋስና ንግምጥለሉ ኣብ መሬት ፈፊው ዙብለና ጸወታ ነይሩ፣ ኣሪማንዶ ንብሎ ካርታ ኣፍሪቃ ኣብ መሬት ኰዒትና ብፓሊና ወይ ብዕንጉለ መን ቀዲሙ ኹለላ ኸኣ ንጻወት - ብዙሕ'ዩ ነይሩ። ዝበዝሐ ግን ኩዕሶ እግሪ እዩ ቐንዲ መሕለፊ ግዜና። ምሸት ምሸት ደቂ ገዛውቲ ተኣኪብና ጽውጽዋይ ምንግጋር ንፈቱ ነይርና፣ ኣእጋርና ዘርጊሕና ድማ ኖራ መስቀራ ኽንብል ነምሲ። ናይ ቈልዑ ነገር ንገብሮ ኸኣ ነይሩ። ካብ ግራውቲ ዓዲ ኣበይቶ ሸዊት ስርናይ ሰሪቕካ ህንኩቶ ምብላዕን ከምኡታትን።

- **ካብቲ ዝነበረ፡ ሕጂ ቈልዑ እንተዘዘውትርዎ ጽቡቕ ነይሩ እትብሎ?**

** እታ ናይ ህንኩቶ ትትረፎም! ብዓል ሳልሻቲ፡ ኣሸኻኹት ዓለም፡ ኣሪማንዶ፣ (ማይዶ ጸባ`ኳ ሕጂ`ውን ይህሉ ይኾውን)፡ ተኣኪብካ ጽውጽዋይ ምንግጋር፡ ኖራ መስቀራ ግን ዘፋቐረካን ዘተሓቛቑፈካን እዩ ነይሩ። ክዝክሮ ከለኹ ሕንቕንቕ ዙብለኒ ንሱ እዩ።

- **እዋን ንእስነትካ?**

** መቐጸልታ ናይ ቍልዕነት፡ ፍርቁ ኣስመራ ፍርቁ ኣዲስ ኣባባ፣ ብሓፈሻኡስ ቅሱንን ሕጉስን ነይሩ ኽብል እኽእል። ሓደ መንእሰይ ወዲ ኸተማ ዝገብሮ እናገበርኩ እየ ዓብየ።

- **ኩነታት ትምህርቲ መዓስን ኣበይን ኢኻ ጀሚርካ?**



** ኢጣልያ ንኢትዮጵያ ምስ ሓዘታ፡ ኣቦይ ክኢላ ሕሳብ ኮይኑ ካብ ኣስመራ ኣብ ዓድዋ ስለ ዝተመደበ'ሞ ኣብኡ'ውን ነዊሕ ስለ ዝቐጸለ፡ ፊደል ኣብ ዓድዋ እየ ቘጺረ። ቁልዓ ሸውዓተ ዓመት ምስ ኮንኩ፡ ናብ ኤርትራ ተመሊስና። ካብ ካልኣይ ክሳብ ራብዓይ ሕብረት፣ ሓምሻይ ኣይተመሃርኩዋን፡ ነጢረ ሻድሻይን ፍርቂ ሻብዓይን ኮምቦኒ፣ ካብ ፍርቂ ሻብዓይ ክሳብ ዓስራይ ዳግማዊ ምንሊክ ኣዲስ ኣበባ፣ 11-12 ድማ ቀሃስ (ሎሚ ቀይሕ ባሕሪ) ኣብ ኣስመራ ተማሂረ።

**• ኣብቲ እዋን ኣብ ትምህርቲ ዝበሪካ ተገዳስነት፣ ማለት ኣብ መባእታ፣ ማእከላይ ደረጃ፣ 2ይ ደረጃ ክሳብ ክንደይ ነይሩ?**

** ኣንባባይ`ምበር ኣጽንዓይ ወይ ሸምዳዳይ ኣይነበርኩን። ናይ ሓፈሻዊ ፍልጠት ሰብ`የ ነይረ፡ ናይ ደቂቕን ብዙሕ ክትትል ዘድልዮን ዓይነታት ትምህርቲ ኣይነበርኩን። በዚ ምኽንያት`ዚ፡ ካብ ቀጽርን ሳይንሳትን ቋንቋታት፡ ታሪኽ፡ ጆግራፍ ዝያዳ ይስሕበንን የገድሰንን ነይሩ። እዚ ኸብለካ ግን፡ ኣብቲ ኻልእ ሰነፍ ነይረ ማለት ኣይኮነን። ዘድልየንስ እወስድ ነይረ እየ። ሳሕቲ ኣብ ዕዮ ገዛ ወይ ፈተና (ተስት) እንተ ዘይኮይኑ ድማ፡ ብቐጽሪ ይኹን ብሳይንስ ተሪፈ ኣይፈልጥን። በንጻሩ፡ ኣጥቢቐ ስለ ዝተተሓሓዝኩዎ፡ ኣብ ማትሪክ ዝለዓለ ነጥብታተይ ቀጽርን ሳይንስን ነይሩ። ድሕሪኡ ግን ኣይተመለስኩሎምን።

**• ተመሃራይ 2ይ ደረጃ ኣብ ዝነበርካሉ እዋን ብፍሉይ ትዝክሮ ነገር፡ እወታን ኣሉታን ነይሩዶ?**

** ብፍሉይ ብእወታ ዝዝክሮ፡ ብ1962 ካብ ቀሃስ ናብ ኣዲስ ኣበባ ብምኻድ ናይ ምሉእ ኢትዮጵያን ኤርትራን ናይ መደረ ቻምፕዮን ኮይነ ዋንጫ ዝምጻእኩሉ እዩ። ኣቐዲሞም፡ ፍሰሓጽዮን በየነን ዶክቶር በላይ ግዮርጊስ (ጆርጅዮ)'ን ኣከታቲሎም ተዓዊቶላ ነይሮም። ብ1961፡ ተሰኪመያ ኸይደ፡ ግን ተሳዒረ ዋራይ ኢደይ ተመሊሰ። ጉህይ ኢለ፡ ኒሕ ሒዘኒ፡ ዓመት ምሉእ ክመልሳ ተመንየ። ምስ መለስኩዋ ዝተሰምዓኒ ሓጎስ ክገልጸልካ ኣይክእልን። ገና ፈደረሽን ኣይፈረሰን ሽዑ። ዋላ ንኣሽቱ ንንበር፡ ንኹሉ ነገር ፖለቲካዊ ትርጉም ኢና ንህቦ ዝነበርና። ብድሕረይ፡ ካብ ልኡል መኮንን ኣስመራ፡ ሃብቶም ገብረሚካኤል፡ ኣብ ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ዘለ፡ ተዓዊቱላ ንራብዓይ ግዜ ኤርትራ ኣትያ።

ብኣሉታ ዝዝክሮ ውልቃዊ ተመክሮ ዳርጋ የለን። ግን፡ ማትሪክ ሓሊፈ ዩኒቨርሲቲ ኽምዝገብ ኣዲስ



ኣበባ እንተ ኸድኩ፡ "ብናይ ሃረር ወተሃደራዊ ኣካደሚ ተሓሪኻ ስለ ዘለኻ ኣይትምዝገብን ኢኻ፣ ወይ ድማ፡ ካብ ኣርትስ ሳይንስ ምረጽ`ሞ ምሕረት ክንሓተልካ" ተባሂለ። ተገዲደ ወተሃደር ኢትዮጵያ ክኸውን ዘይሕሰብ ስለ ዝነበረ፡ ንሓደ ወርሒ ኣብ ሳይንስ ተመዝጊበ ኣስመራ ተመሊሰ፡ ዓዲ ተሓቢአ። ድሕሪ ቑሩብ ኣብ መገዲ ኣየር ኢትዮጵያ ስራሕ ስለ ዝረኸብኩ፡ ትሽዓተ ወርሒ ሰሪሐ፡ መሓወሲ ዝኸውን ፓናን ኮዮ ጫማን ገዚአ፡ ዓመት ከሲረ ዩኒቨርሲቲ ተመሊሰ።

**• ናይ ሽዑ ተመሃሮን መምህራንን ከመይ ኔርኩም ብሓፈሻ?**

** ምኩባር ነይሩ ሽዑ። መማህራን ክቡራት እዮም፡ ኣቱም ኢና ንብሎም፡ ኣይዝንጠሉን እዮም። ንሳቶም`ውን ዝበዝሑ ክብረቶም ሓልዮም እዮም ዝኸዱ ዝነበሩ። ኣብ ሕብረተ ሰብ ክብ ዝበለ ግምት ነይሩዎም። ማዕረ ወለድና ንሰምዖምን ንእዘዞምን። ኣብ መንጎ ተማሃሮ`ውን ተመሳሳሊ ምቅርራብ ዝነበረ ይመስለኒ። ኣብ መባእታ ቤት ትምህርቲ ዝተመስረተ ዕርክነት ክሳብ እዋን ሽምግልና ይጸንሕ ምህላዉ ምርኣያ ናይዚ እዩ። እቶም ዝበለጹን ዝዓበዩን ኣዕሩኽይ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ደረጃታት ትምህርቲ ዝተዓራረኽኩዎም እዮም። እቲ ምኩባር ኣብ ሓድሕድና`ውን ዝነበረ ይመስለኒ።

**• ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣበይ ፈጺምካዮ? ሓፈሻዊ ተዘክሮኻ እንታይ እዩ?**

** ቀዳማይ ማዕርገይ ብትምህርቲ ሕጊ ካብ ናይ ኣዲስ ኣበባ ዩኒቨርሲቲ እዩ። ናይ ማስተርስ ዲግሪ ካብ ዩኒቨርሲቲ ኦፍ ኢሊኖይ፡ ንሱውን ብሕጊ ኣብ ኣሜሪካ እዩ። ናይ ዶክቶረይት ትምህርቲ`ውን ኣብ ኣሜሪካ ዩኒቨርሲቲ ኦፍ ዊስኮንሲን ንኽልተ



ዓመት ኩሉ ኮርሳት ወዲኡ፡ ንምርምር ኤርትራ ምስ መጻእኩ፡ ኣቋሪጸዮ ሜዳ ኣትየ። ኣብዚ ዘሎ ተመኮሮ ኣዝዩ ሰፊሕ ስለ ዝኾነ፡ ነፍሱ ዝኸኣለ ቃለ መጠይቕ ክኸውን እዩ። እቲ ናይ ስሳታት እዋን ግን ናይ ቃልሲ እዋን እዩ ነይሩ። ሰውራ ኤርትራ ዝዓመረሉ፡ ግን ከኣ ብውሽጣዊ ግርጭታት ዝተመቓቐለሉ፣ ሃገራት ኣፍሪቃ ካብ መግዛእቲ ናጻ ዝወጻሉ፣ ማእከላይ ምብራቕ ብኹናት ዝተሃወጸሉ፣ ደቀንስትዮ ዓለም ንመሰል ማዕርነት ቃልሰን ዘበርኻሉ፣ መንእሰያት ኣሜሪካ ኣንጻር ኲናት ቭየትናም ዝተላዕሉሉ፣ ጸለምቲ ኣሜሪካውያን ንመሰሎም ክሳብ ብረት ከልዕሉ ዝተደናደኑሉ፣ ማርክስነትን ሓርነታዊ ምንቅስቓስን ኣብ ኤውሮጳ ኽይተረረፈ ዘሰፋሕፍሓሉ፣ ናይ ማኦ ዘ ቱንግ ፍልስፍና መዛተዪ መንእሰይ ዓለም ዝኾነሉ፣ ቸ ጉቫራ ጅግና ኹሉ ደላይ ፍትሒ ዝኾነሉ ናይ ለውጢ ዓመታት እዩ ነይሩ። ኩሉ መንእሰይ ዓለም ናይ ተቓውሞ መንፈስ ዝረዓመሉን ናይ ተቓውሞ ደርፍታትን መዛሙርን ዘዘይመሉ ፍልይ ዝበለ ግዜ እዩ ነይሩ። ኣብ ኣተሓሳስባና ከም መንእሰያት፡ እዚ ኹሉ ገዚፍ ጽልዋ ነይሩዎ።

- **ካብ መማህርትኻ መምህራንካ ብፍሉይ እትዝክሮም...**

** ብዙሓት እዝክር፡ እቶም ብፍላይ ዝጠቕሶም ግን እቶም ነባሪ ጽልዋ ዘሕደሩለይ እዮም። ኣብ መባእታ፡ መምህር ኣብራሃም ሓጎስ፣ መምህር ሰዩም ሓጎስን መምህር ሞሳዝጊ ነጋሲን፣ ኣብ ማእከላይ ደረጃ፡ ናይ ኮምቦኒ ኣባ ጋስፓሪኒ ባዕሎምን ፓድረ ኪስተ ዝበሃሉ መምህር እንግሊዝን፣ ኣብ ዊስኮንስን ድማ ሃርቪ ጎልድበርግ ዝበሃል ስሙይ ናይ ታሪኽ ፕሮፌሰርን ካብ ሕጊ ናብ ታሪኽ ንኽግዕዝ ካብ ዝደረኹኒ ሰባትን። እዚኦም`ዮም እቶም ቀንዲ። ተማሃሮ ብዙሓት`ዮም። ንኹሎም ክዝርዝሮም ኣይክእልን፡ ናይ መመድርኹ ስለ ዝኾኑ። ግን ኣብ ቀሃስ ኣስመራ፡ 11A ትብሃል ፍሉያት ዜጋታት ዝወጹላ ፍልይቲ ኽፍሊ ነይራ። ዓበይቲ ኤንጂነራት፡ ክኢላታት ሕጊ፡ ዶክትር፡ ኦፊሰራት ሓይሊ ባሕሪ፡ ወዘተ፡ ካብኣ ወጺኦም። ካብ 27 ተማሃሮ፡ ሽዱሽተ ደቂ`ታ ኽፍሊ ኣብ ህዝባዊ ግንባር ተጸንቢርና - ክልተ ሰዉኣት ዓንደሚካኤል ካሕሳይን ኣብራሃ በላይን፣ ህሉዋት ድማ፡ ጠዓመ በየነ፡ ኪዳነ ጾጌ፡ ኣማኑኤል ነጋሲ (ጂዩ)፡ ኣነ ባዕለይ ከኣ። እታ ኻልኣይትና ኽፍሊ'ውን ናታ ተመሳሳሊ ታሪኽ ዝነበራ እያ። ስዉኣት ኪሮስ ያእቆብ ጻጸን ተኪኣ በርሀ ምስጉንን፣ ከምኡ ድማ ህሉዋት ተጋደልቲ ዓንዶም ክፍለማርያምን ሓዲሽ ተስፋሚካኤልን ደቂ 11B እዮም። ኣብዚ ዝመስረትናዮ ዕርክነታት፡ ናብ ስድራ ቤታትና ዝሓለፈ ነባሪ ኾይኑ እዩ።

- **ቋንቋ እንግሊዝ ዳርጋ ከም ቋንቋ ኣደኻ ኢኻ ትዛረቦን ትጽሕፈሉን። ኖቲ ክእለትካ ብኸመይ ኢኻ ኣጥሪኻዮ? ሳላኡ ዝረኸብካዮ ረብሓኸ?**

** ከም ቋንቋ`ደይ`ኳ ኽንደየናይ፡ ቁሩብ ደርገፍገፍስ እብል'የ። ግን፡ ካብ ገዛ ብጽልዋ ናይ ኣሕዋተይ። ካብ ንባብ፡ ሲነማ፡ ደርፍታት ምድራፍ። ቃሕ ዘበለኒ ናይ ጽሑፍ፡ ሲነማ ወይ ደርፊ ጥቕስታት ብቓልካ ምድጋም እፈቱ ነይረ። ብዙሕ ከኣ ኣይሓፍርን እየ። ኣብ ቅድሚ እኩብ ህዝቢ ምምዳር፡ ኣብ ናይ መደረን ክትዕን ውድድር ምስታፍ ኣየሰክፈንን ዝነበረ፡ ካብ ቊልዕነተይ። ኖቲ ናይ ጽሑፍ መዳዩ ግን ክላሲካዊ ጽሑፋት ብዓል ቻርልስ ዲከንስ፡ ቶልስቶይ፡ ዶስተየቭስኪ፡ ቪክቶር ሁጎ፡ ኣለክሳንደር ዱማን ካልኦት ከም ሄሚንግወይን ስታይንበክን ዝመስሉ ኣሜሪካውያን ደረስቲ ኣዝዮም ጠቒሞምኒ እየ ዝብል። እቶም ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስኩዎም መማህራን'ውን ከምኡ።

- **ኣብ እዋን ንእስነትካ ገይረዮ ኢልካ እትሕበነሉ ነገር**

** ጃህራ ኽይትመስል እናተሰከፍኩ እየ'መስለኒ፡ ብዙሕ ዘይዛረበላ ሓንቲ ኣላትኒ። ንመንእሰያት ግን ትጠቅም ትኸውን፡ ከም ተመኩሮ። ኣብ ዳግማዊ ምንሊክ ኣዲስ ኣበባ ካብ ሻምናይ ንጀነራል እናተዳለና፡ ገለ ኣዕሩኽይ፡ "ንኹሉ ናይ መርመራ ወረቓቕቲ ረኺብናዮ ስለ ዘለና፡ መጽናዕቲ ግደፎ፡ ንዓናይ እንጦጦ ተሓቢእና ንሸምድዶ" ይብሉኒ። ካበይን ብኸመይን ከም ዝሰረቑዎ ክፈልጥ ኣይከኣልኩን። ፍጹም ኢለ ኣብየዮም። "በተን ዝሓዝኩወን እማወት'ምበር ብስርቅስ ነጥበይ ኣየምሓይሽን" ኢለ ኣቕቢጸዮም። ከይነግረሎም ፈሪሐም፡ ምሒለሎም። ልዕሊ 80% ኣምጺኦ፡ ንሳቶም ድማ ልዕሊ 95። ኣይተጠዓስኩን። በንጻሩ ተሓቢነ። "ሕራይ ኢለዮም እንተ ዝነብርስ ንነፍስኻን ንኻልኦትን ምትላል ዶኾን ምተሰበለኒ?" እብል

ሕጂ እናኽዝክሮ። ቁልዓ 13-14 ንነፍሰይ ቀይደያ ማለት'ዩ። ተስፉ'ገብር ዓቢ ኣለምሰገድ ብመምርሒ ንእሸቶ ኣለምሰገድ ህይወቱ መሪሑ ከኸውን።

- **በንጻሩ ትጠዓሰሉ ነገርከ?**

** ኣንጻር ናይ`ዛ ዝበልኩኻ። ኣብ ዳግማዊ ምንሊክ ታሽዓይ ክፍሊ ኸለና፡ ሓደ ኣምሓርኛ ምምሃር ጥራይ ዘይኮነስ ምዝራብ'ውን ዝጸልእ ኤርትራዊ ወዲ ኽፍለይ ነይሩ። መርመራ ምስ ኮነ፡ ጥቓይ ኮፍ ኢሉ ኣቕድሓኒ ኢሉኒ። ኣነ ድማ ኣይፈትዋን ዝነበርኩ፣ ኣይኩብ ኣየኾብ። ግን ኣደንጊጹኒ፡ ነተን ዝኣበይአ ጽሒፉ ከሕልፈሉ ከሎኹ መምህር ርእዩ ኣውጺኡና። ባዶ ወሲደ ጥራይ ዘይኮንኩ፡ ኣብቲ ገበር ናይ ፓጀላይ "FOUND CHEATING - ከታልል ወይ ከደናግር ተረኺቡ" ዝብል ብቐይሕ ቀለም ተጻሒፉ፡ ክፍሊ ኽደግም ተወሲኑለይ። ግን ኣዝዮም ዝፈትዉኒ ካልኦት መማህራን ስለ ዝነበሩ፡ ኣብ ኣኼባ ናይ ስታፍ "ንፉዕ ተማሃራይ እዩ፡ በዛ ጌጋ'ዚኣ ጥራይ ሃሳዪ ስጉምቲ ኣይንወስደሉን ኢና" ኢሎም ተማጒቶም ኣሕሊፎምኒ። እቲ ዓርከይ ደጊሙ። እታ ፓጀላ ክሳብ ሕጂ ኣላ፡ ክሳብ ሕጂ ድማ ተሕፍረኒ።

ሜዳ

- ***መዓስን ብኸመይን ናብ ሜዳ ወጺእካ?***

** ሜዳ ናይ ምውጻእ ሓሳብ ኣብ ኣሜሪካ ከሎኹ እዩ ዝጅመር። እቲ ናይ ወጻኢ ቓልሲ ኣገዳሲ'ኳ እንተ ነበረ፡ ብዙሕ ኣይሰሓበንን'ምበር ኣብ ምስረታ ናይቲ ኣብ ኣሜሪካ ዝተበጋገሰ ማሕበር ብዓቕመይ እነጥፍ ነይረ እየ። ብ1973 ሃይለ መንቀርዮስን ሓዲሽ ተስፉንክኤልን ንሜዳ ኽነቕሉ እንከለዉ፡ ንዓናይ ኢሎምኒ ነይሮም። ምስኦም



ኣይከድኩን። ነታ ተበግሶ ግን ፈትየያ፡ ኣቕኒኣትኒ'ውን። ኣብ ኣስመራ ናይ ዶክቶረይት ምርምር እናካየድኩ፡ ኣቐዲሞም ኣብ ህዝባዊ ሓይልታት ተወዲቦምስ ተኣሲሮም'ውን ዝነበሩ ብዓል እስጢፋኖስ ኣፈወርቂ (ብሩኖ)፡ ዑቕባይ መስፍንን ካልኦትን ከም ውዱባት ኮይኖም ይነጥፉ ነይሮም፡ ኣነ ድማ ተሓዊሰዮም። ሽዑ እዋን ኩናት ሓድሕድ ኮይኑ ህዝባዊ ግንባር ኣብ ሳሕል ዝተጠርነፈሉ እዩ። ድሃይ ክንረክብ ኩለል ክንብል እዝክር። ምርምረይ'ኳ ረሲዐዮ እየ። ብዓል ብሩኖ ሜዳ ናይ ምውጻእ ዕድል ምስ ተኸፍተት ንኸይድ ኣሎና ይብሉኒ። ሓንቲኣ ኾይናትኒ። ትጋደል ወይ PhD ሒዝካ ኣሜሪካ ትነብር። ምስቲ ኣቐዲሙ ዝነበረኒ ድርኺት፡ ምግዳል መሪጸ። እታ መምለሲተይ ዝተሓሰበት ቲከት ክሳብ ሕጂ'ላ ኣብ ገዛ። ኣሸበሽብ ኢላ ኣደይ ኣብ ፕላስቲክ ዓሺጋ ምስ ኣቐመጠታ ከምኣ ኢላ ጸኒሓትኒ። ብዙሓት'ዮም ከምዚ ናተይ ዝገበሩ። ትኽ ኢሎም ካብ ኣሜሪካን ኤውሮጳን`ኳ ድኣ።

- ***ዓቢ ውሳኔ እዩ ግን። ናብራ ምቾት ገዲፍኩም ሜዳ ኽትመርጹሲ ኸኢ ናይ ሎሚ ወለዶ የገርሞ እዩ።***

** ሓቅኻ፡ እቲ ግዜ ዝተፈልየ፡ ኣዝዩ ውዕዉዕ ዝኾነ ሰውራዊ ሃዋህው ዝሰፈኖ እዩ ነይሩ። ኣንጻር መግዛእቲ ምቅላስን ምግዳልን ከም ንቡር`ዩ ዝውሰድ። ቀንዲ ኽትዕ፡ "ምስ ተጋድሎ ሓርነትዶ ምስ ህዝባዊ ሓይልታት፡ ምስ መኖም ትጋደል?" ዝብል'ዩ ነይሩ። እቲ ወለዶ፡ ኤርትራ ብኸመይ ኣብ ትሕቲ ኢትዮጵያ ከም ዝኣተወት ኣድቂቑ ዝፈልጥ፡ በቲ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝተፈጸመ እህጉራዊ ዓመጽ ዝሓምም፡ ኣብ ናጽነት ሃገሩ ዝኣምን እዩ ነይሩ - እቲ ዝበዝሐ። እቲ ዘይግድሶ ወይ ምስ ኢትዮጵያ ዝወገነ ኣዝዩ ዝወሓደ እዩ። እቲ ካብ ወጻኢ መጺእካ ምግዳል፡ ምስዚ ኣተሓሒዝካ እዩ ዝርኣ። ሕልና ዝነበሮ ኤርትራዊ፡ ወይ ብቐጥታ ኣብ ሜዳ ወይ ኣብ ዘለዎ እጃሙ ኸበርክት ይብገስ ነይሩ። ኣብ ወጻኢ'ውን'ኮ ምሉእ ግዜኦም ንሰውራ ብምውፋይ ማዕረ ተጋደልቲ ጥራይ ኢዶም ዓዲ ዝኣተዉ በማእት ዝቑጸሩ እዮም።

- **ሜዳ ከመይ ጸኒሑካ?**

** ወዲ ገብሩ እዩ'መስለኒ ዝደርፋ ሓንቲ ደርፊ ነይራ ሽዑ፡ "ኣቲ ቈልዓ ሕደጊ ሕደጊ፡ ባዕልኺዶ ነገር ትዕድጊ፡ መን ውረዲ ኢሉኪ ሰብር ሰጊ" ትብል። ካብ ኳዜን ተበጊስና በጻድፍ ወሪድና፡ ጎቦ ርእሲ ዓዲ ኽንድይብ ሕጊግ ምስ በልኩ፡ ነታ ደርፊ ደሪፈያ። ንነዊሕ ግዜ መዘናግዒተይ ነይራ። ቀዳማይ ብድሆ ኣካላትካ ንናብራ በረኻን ገድልን ብቑዕ ምግባር`ዩ ማለት'ዩ። ድሕሪ ታዕሊምን ጕዕዞ እግርን ድማ ይልመድ'ዩ። እቲ ዝዓበየ ቓልሲ ግን እቲ ሓደ ከምዚ ኸማይ ኣብ ከተማን ትምህርቲ ወጻእን ዝነበረ ሰብ ክገብሮ ዘሎዎ ናይ ጠባይን ኣተሓሳስባን ለውጢ እዩ። ሰውራ ናቱ ሕግታትን ካብ ዝተፈላለየ ኽፍልታትን ደርብታትን ዝመጸ ሰብ ዘተሓባብር ኣካይዳን ሒዙ እዩ ዝጸንሓካ። ኣብዚ ብዙሕ ውረድ ደይብ የጓንፈካ። ንገሊኡ ትዕወተሉ፡ ንገሊኡ ድማ ሒዝካዮ ትናበር። ነታ ሚዛን ክትረኽብ`ሎካ ኣድማዒ ስራሕ ከተበርክት እንተ ኾይንካ ማለተይ እየ።

- **ኣብ ሜዳ ዝነበረካ ተራን**

**ተሳታፍነትን ከመይ ነይሩ?**

** መጀመርታ ክፍሊ ህዝቢ ወይ ጀማሂር እየ ተመዲበ፡ ኣብ ጥሪ ወይ ለካቲት 1975። ኣብ ከባቢታት ካርነሽም፡ ደምበዛን ሰሪሐ። ኣስመራ ተኸቢባ፡ ኣንጻር ሰራዊት ደርግ ሓያለይ ውግኣት ዝካየደሉ ዝነበረ ኣዋርሕ እዩ ነይሩ። ኣብኡ ናይ መጀመርታ ውግእ ዝተሳተፍኩሉ እዩ - ከባቢ በለዛን ኣብ ኳዜንን። ኣብ ልዕሊኡ፡ ውግእ ሓድሕድ ደው ስለ ዝበለ፡ ምስ ሓንቲ ኣሃዱ ናይ ተሓኤ ተሓዋዊስና ገለ ናይ ሓባር ስራሓት ዘካየድናሉ እዩ። ንጀብሃ ሽዑ ርእየዮም።

- **ከመይ ረኺብካዮም ሽዑ?**

** ክንካታዕ ንውዕል ነይርና። ኩናት ሓድሕድ መን ጀመረ፡ ሓደ ኣርእስቲ ነይሩ። ንሕና መሳፍንቲ ንብሎም ንሳቶም ጸረ-ገድሊ፣ ኣፍካ ዘዝሃበካ እዩ`ቲ ዘረባ። ግን፡ ብውሑዱ ኣብቲ ዝነበርኩዎ፡ ጽልኢ ወይ ክቱር ምትሕርራቕ ኣይነበሮን። ኣካይዳና ግን በበይኑ እዩ። ዝገርመኒ ዝነበረ፡ ኣብ ክትዕ፡ ንሕና ሓደ ዓይነት ዘረባን ሓሳባትን ክንሕዝ ከለና ንሳቶም ኣብ ክልተ ሰለስተ ይገማምዑ። ገሊኦም`ሞ ናትና ወገን ሒዞም ይካትዑ። “እዛ ናትኩም ደሞክራሲስ ክሳብ ምዓስ ኮን ከተጽንሓኩም እያ?” ኢለ እጨርቀሎም ነይረ ኑቶም ዝቐረቡኒ። ድሕሪ ገለ ዓመታት፡ ፋሉል ዝብሃል ምንቅስቓስ ኣልዒሎም፡ ብዙሓት ካብቶም ሽዑ ዝተላለኹዎም ናባና ተጸንቢሮም።

- **ድሕሪ ጀማሂር ኣበይ ኣገልጊልካ?**

** ወርሒ 5 1975 ናብ ክፍሊ ፕሮፓጋንዳ፡ ትምህርትን ባህልን ተመዲበ። ጨንፈር ትምህርቲ ስለ ዘይቈመ ግን ኣብ ምድላው መጽሔት “ማሕታ”ን ምስኡ ዝዛመድ ስራሓትን ተሳቲፈ። ሓደ ሓደ ጽሑፋት’ውን ኣበርክት ነይረ። እዚ ኣብ ባቖስ ንብሎ፡ ኣብ ምብራቓዊ ሸነኽ ብራኸታት መንሳዕ ዝርከብ ልሙዕ ቦታ እዩ ነይሩ። ኣብዚ`ውን ነዊሕ ኣይጸናሕኩን፡ ወርሒ 9 ናብ ሳሕል፡ ዜሮ ዝብል ናይ ኮድ ስም ዝተዋህቦ ቦታ፡ ኣብ ጨንፈር ትምህርቲ ተመዲበ። ድሕሪ ናይ ሓደ ዓመት ትጽቢት፡ ንኣሽቱ ደቂ ተጋደልቲ፡ ደቂ ዝተመዛበሉ ዕቝባት፡ ዘኽታማትን ካብ ሱዳን ዝመጹ ደቂ ስደተኛታትን፣ ከምኡ`ውን ክንጋደል ኢሎም ዝተመዝገቡ ትሕቲ ዕድመ ቈልዑን መጺኣምና፡ ቤት ትምህርቲ ሰውራ መስሪትና። ኣብኡ ንሽዱሽተ ዓመት ከም መምህርን ኣዳላዊ ካሪኩለምን ሰሪሐ። ድሕሪኡ ካብ 1981 ክሳብ 87 ኣብ ማእከላይ ጨንፈር ባህሊ፡ ካብ 87 ክሳብ ናጽነት ድማ ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ሰሪሐ።

- **ናይ ሜዳ ተዘክሮኻ ብኸመይ ተጠቓልሎ?**

** ይትባረኽ ሃብተግዮርጊስ፡ “ሰውራ፡ መቐረት ኣብ ምረት” ትብል መጽሓፍ ጽሒፉ። ሓቁ እዩ። ብሓፈሽኡ፡ ሰውራ ናይ ቃልሲ ቦታ እዩ። ቃልሲ ድማ ኣዝዩ ዝመረሉ፡ ብብርቱዕ ዓቕልን እምነትን ጥራይ ንኽትሰግሮ እትግደደሉ ፈተነ ዝመልኦ እዩ። በቲ ሓደ ኣንጻር፡ ኣብ ውሽጢ`ዚ ምረት`ዚ ዘሎ፡ ሚልዮናት ከፊልካ ዘይትገዝኦ፡ ውሽጣዊ ዕግበትን ምኡዝ መቐረትን እዩ። ኣብ ሰውራ ጥራይ እትረኽቦ መቐረት ከኣ እዩ። እዚ ኽልተ ኣንጻር ዝኾነ ክስተት ብኸመይ ይዛነቕ ዝብል ሕቶ መጽሓፍ ምሉእ ጽሒፍካ እዩ ኽግለጽ ዝከኣል። ብቓለ መጠይቕ ዝዕመም ኣይኮነን። ደቂቕ ውሽጣዊ ስምዒት ተጋደልቲ በርቢርካ እዩ ድማ ዝርከብ።

- **መዓስ ኢና`ሞ ከምኡ ዝዓይነቱ ጽሑፋት ነንብብ? ተጋደልቲ ይሓልፉ ኣለዉ፤ ዛንትኦም ከኣ ይቕበር ምስኦም።**

** ሓቅኻ። እዚኣ ኣይተሰግረትን። ኣነ’ውን ብዙሕ ዝዛረበላን ዝስከፈላን ነጥቢ እያ። ዝተገብረ ቃለ መጠይቓት ኣሎ። ክሳብ ክንደይ ዕምቈት ኣሎዎን ነቲ ዝድለ ዕላማ ይወቕዕን ግን ምምርማሩ የድሊ። ርግጽ ንህሉዋት ሰባት ዝትንክፍ ገና ህያው ዘሎ ታሪኽ ንኽትጽሕፈሉ የጸግም እዩ። ግን፡ ኩሉ’ቲ ኣብዚ ምድብ’ዚ ዝኣቱ ሓበሬታ ተነቃፊ እዩ ማለት ኣይኮነን። ነቲ ኣዝዩ ተነቃፊ ዓቂብካ፡ ነቲ ኻልእ ክትዝርግሖ ዝከኣል’ዩ። ታሪኽና ብኻልኦት ዘይሕብሩ ይቕባእ ስለ ዘሎ፡ ነዚ ጉዳይ`ዚ ኣቓልቦ ምሃብ ግዜኡ ዝሓለፈ ይመስለኒ።

- **ኣብ ሜዳ ዝገበርካዮ ስርሓት፡ እቲ ቐቀንዱ ዘርዝረልና።**

** ቀንዲ ኣበርክቶይ ኣብ ጽሕፈት እዩ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ፡ ሓላፊ ናይ ካሪኩለም ስለ ዝነበርኩ፡ ብፍላይ ኣብቲ ናይ ትግርኛን እንግሊዝኛን መጻሕፍቲ ናተይ ኢድ ነይሩዎ፡ ብውሑዱ ከም ኣበርካታይን ኣራምን። ቀንዲ ግን ኣብ ማእከላይ ጨንፈር ባህሊ ምስ ተመደብኩ እየ ዝርአ ስራሓት ኣብ ማሕተም ዘብጻሕኩ። መጀመርታ፡ “ስነ ጽሑፍ፡ ኣመዓባብልኡን ተርኡ ኣብ ሰውራን” ትብል ንምዕባለ ዓለማዊ ስነ ጽሑፍ ዳህሲሳ ብኸመይ ንጥቕሚ ሰውራ ነውዕሎ ክትሕብር እትፍትን ጽሕፍቲ ኣዳልየ። ከም መርኣያ ናይቲ ዝድለ ዝነበረ ድማ ነታ “ወዲ ሓደራ፡ ካብ



ባድመ ናብ ሳሕል" ዘርእስታ፡ ኣብ ሓቀኛ ዛንታ ወልደሚካኤል ፍጡር እትምኩሰ ግን ብቖዲ ልብ ወለድ ዝተጻሕፈት መጽሓፍ ጽሒፈ። ብድሕሪኡ፡ "ድራማ" ዘርእስታ፡ ከምታ ናይ ስነ ጽሑፍ ኣብ ባህላዊ ስራሓት ከም መምሃሪት እተገልግል መጽሓፍ ኣዳልየ። ክልቲኣን ኣብዚ ቐረባ ግዜ ብቤት ማሕተም ሳቡር ተሓቲመን ኣብ መሸጣ ውዒለን ኣሎዋ። ሰለስተ ድራማታት'ውን ደረሰ ኣብ መድረኽ ተራእየን - "ልኡል፡ እቲ ኻልእ ኩናትን ኣንቅጺን" ይበሃላ። እተን ክልተ ቐዳሞት እየን ዝያዳ ፍሉጣት። ኣብ ክፍሊ ሃገራዊ መርሓ ምስ ተቐየርኩ፡ ነታ "ልቢ ተጋዳላይ" ትብል ናይ ምፍራሰ ግንባር ናደው ውዑይ ስምዒተይ ትገልጽ ቴማ ጽሒፈ። ኣብ ልዕሊ'ዚ ነዚ ድሕሪ ናጽነት ዘዳለኹዎ ሰለስተ ቕጽታት ታሪኽ ኤርትራ (1941-1962) መንጸፍ ዛኾና ክልተ ንእሰ ዝበላ መጻሕፍቲ ንማሕተም ኣብቂዐ። እዚ ኣብ 1987-88 እዩ። ሽዑ ብጉጅለ ተጠርኒፍና፡ ንታሪኽ ኤርትራ ተማቒልና ብሓባር ዝሰራሕና፡ ሰመረ ሰሎሞን ንጥንታዊ ታሪኽ፣ ኪዳነ ሰሎሞን፡ ንናይ ማእከላይ ዘመን፣ ዘምህረት የውሃንስ ንመግዛእቲ ኢጣልያ፣ ኣነ ድማ ነዚ ዝጠቐስኩዎ ዘድህሰሰ ጽሑፋት ኣዳሊና። ኣብ ትምህርቲ ንተጋደልቲ ብዙሕ ጠቒመን። ድሕሪ ናጽነት፡ ዘምህረት`ውን ነታ ጽሕፍቱ ኸሊሱ ብዛዕባ ኢጣልያዊ መግዛእቲ ሰፊሕን ኣገዳሲ ሓበሬታ ዝሓዘን መጽሓፍ ደረሰ።

- **ዘይሰማዕናልካ ሳጓ ነይሩካ እንተኾይኑ'ስከ ንገረና። መዋእልካ ብስምካ ጥራይ ተጸዊዕካ?**

** ኣብ እርጋነይ ሳጓ ተናድየለይ ድኣ ድሓንዶ? ኣብ ራብዓይ ክፍሊ ከሎኹ፡ ኣብ ሕብረት፡ ስሙይ ፖርተየረ ሓማሴን ዝኾነ የሃንስ ኪዳነ ኩዕሶ ሓበሻ ክቕብቕብ'የ'ሞ ቐጸረለይ ኢሉኒ። ንሱ በኸረጸዮን ገብረሂወትን ተኸልዝጊ ጋሪንቻን መማህርትና እዮም ነይሮም። ድሓር ዓበይቲ ተጻወትቲ ኾይኖም። ሽሽሕ ስለ ዝቕብቅቡ፡ ክንቂጽረሎም ንርብርብ ኔርና። ሓደ መዓልቲ ምቕጻር ቅጭ ምስ ኣምጽኣለይ፡ ነታ ኩዕሶ ካብ እግሩ መንጢለ ሃዲመ፡ ርሒቐ ባዕለይ ተጻዊተላ። "እንታይ ኣዲኣ እያ'ዚኣ ቀራጽ ጀርመን!" ኢሉኒ። 1954 ኣቢሉ እዩ`ዚ። ካልኣይ ኩናት ዓለም ካብ ዝውዳእ ዓሰርተ ዓመት ኣይመልኣን። ንኹሉ ዝህውኸና ጀርመን ኢና ንብሎ ኔርና። ለጊባትኒ፡ "ጀርመን" ኮይና ስመይ። ክሳብ ኮምቦኒ ጀርመን ተባሂለ። ኣዲስ ኣበባ ምስ ከድኩ ተረሲዓትለይ፡ ኣብ ቀሃስ ፍጹም ተረፉ። ገለ ናይ ቀደም ኣዕሩኽይ፡ ኣብ ባህሊ ከሎኹ ከሐድሱዋ ፈቲኖም። እቶም ኣባላት፡ ብፍላይ ብዓል ግዜነሽ፡ ታንክ፡ ወዲ ሻውል ምቕባል ኣብዮማ። ብኣ ኣቢላ ጠፊኣ። እዚኣ እያ ናይ ሳጓ።

- **እስከ ብዛዕባ ስነጽሑፍን ድርሰትን ነዕልል። ተውህቦ ስነ ጥቡብ ከም ዘሎካ መዓስ ኣበይ ብኸመይ ኩተለልዮ ጀሚርካ?**

** ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩዎ፡ ኣብ ስነ ጥበባት ግዱስ ነይረ። ጽቡቕ ምልከት ቋንቋ እንግሊዝ'ውን ነይሩኒ። ብዙሕ ግዜ፡ ክሳብ ኣብ ደረጃ ዩኒቨርሲቲ'ውን፡ ዋላ እቲ መልሲ ቅኑዕ ኣይኹን፡ ብጽባቐ ቋንቋ ጥራይ ጽቡቕ ነጥቢ ዝረኽበሉ ነይሩ። እዚ ግን ኣብ ናይ ፖሊቲካል ሳይንስ ወይ ሕጊ ትምህርቲ ብእንግሊዝ እዩ። ብትግርኛ፡ ብዘይካ ደብዳበ ነቦይ ወይ ነደይ፡ ዝኾነ ስፍሕ ዝበለ ነገር ጽሒፈ ኣይፈልጥን ክሳብ ሜዳ ዝኣቱ። ኣብኡ፡ ኣብ ልዕሊ ሰላሳ ዓመት ዕድመይ እየ ብቛንቋ'ደይን ኣቦይን ክደርሰ ከም ዝኽእል ዝተገንዘብኩ። ተውህቦ እዚ እንተ ኾይኑ፡ ደንጕየ ረኺበዮ ማለት`ዩ። ብዙሕ ከፍርየሉ ዝኽእል ናይ መሃዝነት ዓመታት ሓሊፉ።

- **"ናይ መሃዝነት ዓመታት ሓሊፉ" ክትብል ከሎኻ እንታይ ማለት'ዩ?**

** ኣብ ስነ ጥቡብ፡ መሃዝነት መሰረት'ዩ። መሃዝነት ድማ ሕልሚ፡ ፈጠራ፡ ኢማጂነሽን፡ ፋንታዝያ የድልዩ። እቲ ተውህቦ ዝበሃል ሕውስዋስ ናይ'ዚ ኹሉ እዩ ኢለ እየ ዝኣምን። ነዚ ተውህቦ`ዚ ኣብ ንእስነትካ እንተ ኣለሊኻዮ፡ ዝበለጸ እዩ። መንእሰይ ናይ ውሽጢ ድርኺት ኣሎዎ፣ ክገብር፡ ኀቦ ኸፍርስ በሃላይ ኢዩ። ኣብቲ ዕድመ'ቲ ጥራይ ዝቕልቀል፡ ጸኒሑ እናቐሃመ ዝኸይድ ድፍረት ኣሎዎ። እዚ ኹሉ ናብ ስነ ጥበባዊ ስራሕ ክትርጎም ከሎ፡ ውጽኢቱ ሓያል'ዩ ዝኸውን። ጌጋ እንተሎዎ እውን ኣብ ንእስነትካ ኽትእርሞን ናብ ዝበረኸ ደረጃታት ኩተበርኾን ግዜ ኣሎካ። ምስ ዓበኻ እዚ ጉንያ ወይ ኣድቫንተጅ'ዚ የብልካን። ምሃዝነት እንተ ሃለወ ድፍረት ክጕድለካ ይኽእል፡ በቲ ኣንጻሩ ኸኣ። "እቲ ኻልእ ኩናት" ትብል ተዋስኦይ ኣብ ሊድስ (ሃገረ እንግሊዝ) ኣብ መድረኽ ምስ ተራእየት፡ ሶማልያዊ ደራሲ ኑሩዲን ፋራሕ ምሳይ ኮፍ ኢሉ ነይሩ። "መዓስ ደረስካያ?" ኢሉኒ። "ወዲ ኣርብዓን ክልተን ነይረ" ኢለዮ። "ሽዑ ኢኻ ጀሚርካ? ደንጕኻ፣ ብንእሽቶኻ እንተ ትጅምር ካብዚ ዝዓቢ ድራማታት ምደረስካ በዚ ዝርእየካ። ሕጂ ግን ነዚኣ ትሓልፍ ተዋስኦ ትደርስ ኢኻ ኣይብልን።" ሓቁ እዩ፡ ናብ ተዋስኦ ገጸይ ኣይተመለስኩን።

- **ፈላሚ ናይ ድርሰት ስራሕካ እንታይ ነይሩ?**

** ናይ ቋንቋ ትግርኛ ጥራይ እየ ኽዛረብ። እታ ቐዳመይቲ፡ ኣብ ባቒስ ብ1975 ዝጸሓፍኩዋ፡ "ኣድጊ ምስ ሃለለ" ዘርእስታ እያ። ሓደ ምሸት ኣባላት ናይቲ ኽፍሊ ኮፍ ኢልና እናዕለልና፡ ናይ ደርግ ራድዮ ኣስመራ፡ ምዓት ናይ ከነጥፍኣኩም

ኢና ፈኸራ ዘለዎ መልእኽቲ ናብ ተጋደልቲ ኽትፍኑ ኩላትና ሰሚዕናያ። መጠን ዘይብሉ ጃህራ ስለ ዝነበረ ኣሰሒቑና። ንጽባሒቱ ንግሆ፣ ነቲ ቓላታ እናጠቐስኩ፣ ብዙሕ ኣባጭየላ። ብጾተይ ንዝነበሩ ብዓል ግርማይ ገብረመስቀል፣ ሰናይት ባህታ ኸኣ ኣንቢበሎም። ኣዘዮም ፈትዮማ። ከም ፍልይቲ ሕታም ትዘርጋሕ ተባሂላ ተዘርጊሓ። ንተጋደልቲ ጽብቕቲ መዘናግዒትን መምሃሪትን ኮይና። ናይ ትግርኛ ጽሑፋተይ በዛ ቴማ እዚኣ ይጅምር።

**• ኣብ ሜዳ ዝፍረኻዮም ድራማታት፣ መጻሕፍቲ፣ ዜናዊ ስርሓት፣ ጥበባዊ ስርሓትን ጽልዋኦምን እስኪ ግለጸልና።**

** ኣብተን ዓበይቲ ጥራይ ኸተኩር። "ስነ ጽሑፍን ተርኡ ኣብ ሰውራን፣" ከምኡ`ውን ድራማ ዝብላ ናይ ምርምር ስራሓት፣ ነቲ ኣብ ግዜ ቓልሲ ዝነበረ ናይ ስነ ጥበባት ምንቅስቓስን ተበግሶታትን ምስ ዓለማዊ ተመኩሮ ኣዛሚድካ ኣብ ረብሓ ሰውራ ንምውዓሉ ዝዓለማ እየን ነይረን። ኩለን ናይ ባህሊ ጉጅለታት ብተገዳስነት ተማሂረንአን፣ ካብአን ዝመጽእ ሕቶታት ክንምልስ እዝክር። ምስ ብዓል ሰሎሞን ጸሃየ፣ ሚካኤል እምሃጽዮን (ጆንደ)፣ ኢሳያስ ጸጋይ፣ ሰሎሞን ድራር፣ ቢንያም ዮሴፍ፣ ሃና ጥላሁንን ብሩኽ ሃብተሚካኤልን ካልኦትን ኣብዚ ንተሓጋገዝ ኔርና። ብዙሓት ተንተንቲ፣ ስነ ጽሑፋውን ድራማውን ፍርያት ህዝባዊ ግንባር በዚአን ዝተጸልወ እዩ ይብሉ እዮም። ገለ'ውን ነቲ ዓውዲ ኣብ ጸቢብ ናይ ፍልስፍና ማሕበራዊ ክዉንነት (socialist realism) ሓጺረንኦ ኢሎም ይነቕፋወን እዮም። ንመማዕበሊ'ቲ ጥበባት ስለ ዘገልግል ዝጽላእ ወይ ዝንጸግ ነቐፌታ ኣይኮነን። ኣነ`ኳ ብሰፊሕ እንተ ዝህየሰለን ምፈተኹ።

"ወዲ ሓደራ" ብዛዕባ ሓደ ሽፍታ ዝነበረ'ሞ ናብ ኣብነታዊ ተጋዳላይ ዝተቐየረ ተዘንቱ። ተቐባልነታ ሰፊሕ ነይሩ። ሰብ ተዛንዩላን ስሒቑላን፣ ኣብኣ ዘሎ ናይ ግርህነት ዘረባባታት መዋዘዩ ኾይኑ፣ ተመሳሳሊ ባህርያት ዝነበሮም ተጋደልቲ ድማ "ወዲ ሓደራ" ዝብል ሳጓ ወጺኡዎም።

"ልቢ ተጋዳላይ" ናይ ስምዒት፣ ናይ ረስኒ፣ ናይ ውዕዉዕ ኩነታት ጽሕፍቲ እያ። ናይ ኣእምሮ ዘይኮነትስ ናይ ልቢ ጽሕፍቲ እያ። ኣብ ድርኮኾት ገዚፍ ወትሃደራዊ ዓወት ልቢ ናይ ሓደ ወይ ሓንቲ ሓርበኛ ወዲቓ ክትጸንሕሲ ትንግርቲ እዩ ኾይኑኒ። ስለ'ዚ ንዝመጸለይ እየ ደርጒሐዮ። ንኢደያን ወዲሰያን፣ ምስኣ ክቐንዞ ፈቲነ፣ ግን ቃላት ውሒዱኒ፣ ገጣማይ ብዘይምኳነይ (ኣይኮንኩን ከኣ ብሓቂ፣ ኣይመባልዕተይን እያ) ኣስቈርቍረ። ብዙሕ ተነቢባ፣ ተደኒቓ፣ ተነቒፋ፣ ክትዕ ኣለዓዒላ። ምስ ዓሊ ኢብርሂም ብሓንሳብ ኢና ርኢናያ፣ ጽሓፊላ ዝበለኒ'ውን ንሱ እዩ። ድሕሪ ቑሩብ ሰሙናት ስለ ዝተሰውአ ምስኡ ኣዛምዳ'ሞ እደፋነቕ ብሓቂ።

"እቲ ኻልእ ኩናት" ተዋስኦ እያ። ሰውራን መውሰቦ ምስ ጸላእን ንሓንቲ ስድራ ብኸመይ ከም ዝጸልዋ ድማ ተዘንቱ። እቲ መውሰቦ ኣብ ፍቕሪ ዝተመስረተ መርዓ ናይ ሓንቲ ኤርትራዊት ምስ ሓደ ካድር ናይ ደርግ እዩ። ግን ኣብ ውሽጢ ዘርኢ ናይ ምብራዝ መንግስታዊ ሜላ ስለ ዝኾነ፣ ናብ ቅሉዕ ምፍጣጥ እቲ ካድርን ልባን ቀልባን ምስ ተጋደልቲ ዘሎ ኣደ መርዓትን ይልወጥ። እቲ ቑምነገር ዕሚቝ ሕቶታት ስለ ዘልዕልን ብዛዕባ ውጡን ምብራዝ ዘርኢ ሓደ ህዝቢ ስለ ዝትንክፍን፣ ናብ እንግሊዝኛ ምስ ተተርጎመት ምጡን ኣህጉራዊ ተፈላጥነት ክትረክብ ክኢላ። እዚ ድማ እቲ ተግባር ኣብ ልዕሊ ግዙኣት ዝፍጸም ግፍዒ ናይ ገዛእቲ ስለ ዝኾነ እዩ። ኣብ ሊድስን ባርንስሊን፣ ከምኡ'ውን ኣብ ክልተ ቦታታት ናይ ኣይርላንድን ኣብ መድርኽ ተራእያ። ቢቢሲ ድማ ብ2001 ይመስለኒ ከም Play of the Week ደጋጊሞም ዘርጊሖማ። ኣብ ገለ ዩኒቨርሲቲታት ናይ ኣሜሪካ፣ ጀርመን፣ እንግሊዝ፣ ሽወደን፣ ኖርወይን ህንድን ሓሓሊፎም ከም ዝጥቀሙላ`ውን ይሕብሩኒ እዮም። እቲ ዝገረመኒ፣ እቲ ናይ ኣይርላንድ ምርኢታት ኣብ 2017-2018 ምክያዱ እዩ። ኣብ ናይ ኣራግ ኣንደርግራውንድ ዝተደርሰት ድራማ ልዕሊ ሰላሳ ዓመት ጸኒሓ ኣይርላንድ ክትርኣስ ሓሊመዮ ዘይፈልጥ`ዩ ነይሩ። ንሳ`ውን ኣብ ሓቀኛ ዛንታ ኣደይ ለተብርሃን ሽፍታ፣ ኣዲኡ ንወዲ ፈራዳይ ዝተመርኩሰት እያ። ብዝዕባ`ተን ናይ ታሪኽ ጽሑፋት ድሮ ተዛሪበ እየ ዝውሰኾ የለን።

**• ናይ ሜዳ ፍርያት ብዘይ ስም`ዩ ይወጽእ ኣብ ምንባሩ ዘሎካ ርእይቶ?**

** ሓቂ ኽነግረካ? ፍርያተይ ብዘይ ስመይ ክወጽእ ብውሽጠይ ኣይቅበሎ'ንየ ነይረ። ብዛዕባ'ዚ ርእይቶይ ንዝምልከቶም ዝገለጽኩሉ ኣጋጣሚ'ውን ነይሩ። ኣብ ባህሊ ደረፍቲ ነይሮም ንነፍሶም ኢሎም ዜማ ዘውጽኡ፣ ንኻልኦት ክዕደል ከሎ ሕማቕ ይስምዖም ነይሩ፣ ሓቆም እብል ነይረ። ግን እቲ ሕጊ ወይ ልምዲ ኸምኡ እዩ ነይሩ። እቲ ናይ ሓባር ስራሕ'ውን ናይ ማዕርነት ሃዋህው ስለ ዘስፍን ተመራጺ ዝኾነሉ ሓያል መዳያት ነይሩዎ። ጸኒሑ'ቲ ኣገባብ ተቐዪሩ። ድሕሪ 85-86 ገጹ ብስምካ ምጽሓፍ መጺኡ።

**• ኣተሓሕዛ ታሪኽ ኣብ ዝሰርሐን ታሪኽ ኣብ ዝጸሓፈን ከመይ ክኸውን ኣለዎ ትብል?**

** እቲ ዝሰርሐ ዝኽርታቱ እዩ ዝጽሕፍ ወይ ዘጽሕፍ። መወከሲ ዝኾኖ ሰነዳት እንተ'ሎዎ ጽቡቕ፣ ነቲ ዝብሎ መርትዖን መራጉድን ይኾኖ። ከምዚ ኣብ ሃገርና ዘውቱር ዝኾነ ግን፣ ታሪኽ ኣብ ዝኽርታት ናይ ሰባት እዩ ዝርከብ። ዝኽሪ

ዘየተኣማምን ክኸውን ይኽእል። ግን፡ እቲ ስኑድ ዝብሃል'ውን'ኮ ብኻልእ ምንጭታት ክረጋገጽ ኣሎዎ'ምበር ምሉእ ዘይክኸውን ይኽእል'ዩ። ሃንፍ ፈሪሕካ ታሪኽ ከይነገርካ ትም ምባል ጌጋ እዩ። ሰብ ነቲ ዝፈልጦ ብዝተኻእለ ኣብቲ ሓቂ ተመርኲሱ ይንገር ወይ ይጽሓፍ። ተመራመርቲ ምስ ካልእ ሓበሬታን ምንጭን ኣጋጪዮም ኣብ ሓቂ ይበጽሑ። ብዓል ታሪኽ ክንሰኻ ታሪኽካ ኸይነገርካ ምሕላፍ በደል`ዩ። ብዓል ታሪኽ እብል ኣሎኹ። ወናኒ ኣይበልኩን፡ ምኽንያቱ ወናኒ ታሪኽ ህዝብን ሃገርን ስለ ዝኾነ። ወናኒ እዩ ህዝቢ፣ ተግባርቲ ግን ውልቀ ሰባት፡ ጉጅለታትን ሓይልታትን`ዮም። ታሪኽ ናይ ሓባር ስለ ዝኾነ ብውልቀ ሰብ ኣይግለጽን እዩ ዝብል ኣተሓሳስባ እንተ`ሎ፡ ኣብዚ መዳይ`ዚ ዘሰጉም ኣይኮነን።

ጸሓፊ ታሪኽ ምሉእ ምርምር ክገብር'ዩ ዘለዎ። መምዘኒ ናይ ሓደ ታሪኻዊ ጽሑፍ፡ ብምሉእነት ናይቲ ዝገበሮ ምርምር እዩ ዝውሰን። ሓቂ ኹሉ ግዜ ተዛማዲ እዩ። ኣብ ሓደ ፍሉይ እዋን ዘሎ ሓቂ፡ ካልእ ሓበሬታ ምስ ዝርከብ ክጉድል ወይ ክፈርስ ይኽእል። ሓላፍነት ናይ ሓደ ተመራማሪ ታሪኽ፡ ነቲ ኣብ ግዜኡ ዘሎ ሓበሬታ ብደቂቕ ርእዩ ናብ ሓቂ ዝተጸግዐ ዛንታ ምዝንታው እዩ። ንሰራሕቲ ታሪኽ ድማ ካብ ውልቃዊ ስምዒት ርሒቑ፡ ብወድዓዊ መገዲ፡ ምግናንን ምፍኻስን ኣወጊዱ፡ ንሓይሎምን ድኽመቶምን ኣወዳዲሩ ኽገልጾም ይግባእ። ከምኡ እንተ ዘይኮይኑ፡ ፍረ ስራሑ ሚዛን ዝጎደሎ፡ ነባርነት ዘይብሉ እዩ ክኸውን።

- **ድሕሪ ናጽነት ዘፍረኻዮም መጻሕፍቲ ብርክት ዝበሉ እዮም። በየናይቲ ጀሚርካ?**

** መጀመርታ ብ "ወዲ ሓደራ"። ናብ ዓሊ ግድር ከይደ ነቲ መበገሲ'ታ ጽሕፍቲ ዝኾነ ወልደሚካኤል ፍጡር ረኺበ፡ ምስኡ ዝገበርኩዎ ዕላላት ከም ጥብቆ ኣስፊረ፡ ብስመይ ኣሕቲመያ። ክሳብ ሕጂ ኣብ ዕዳጋ ኣላ።

- **ወልደሚካኤል ፍጡር ከመይ ዓይነት ሰብ እዩ?**

** ብውሑድ ቃላት ዝግለጽ ኣይኮነን። ፍልይ ዝበለ፡ ብዙሕ ዋዛን ቁም ነገርን ዝተዓደለ፡ በሊሕ ኣእምሮን ግሩህ ባህርያትን ዝሓዋወሰ ሰብ'ዩ። ብዛዕባ ታሪኽ ህይወቱ ኽዕልል ብምስማዕ ጥራይ ስለ ዝተመሰጥኩ እየ ድሕሪ ዓመታት ኣብ ባህሊ ምስ ተመደብኩ ብዛዕብኡ ንኽጽሕፍ ዝወሰንኩ። ካብ ሽፍታስ ካልእ ኣብነታዊ ተጋዳላይ ዘይመረጽካ ዝበሉኒ ብጾት ነይሮም። ስነ ጽሑፍ ሕብሪ፡ ድራማ ይደሊ። እታ ንወዲ ፍጡር ካብ ሽፍታ ናብ ኣብነታዊ ተጋዳላይ ዘስገረቶ መስርሕ ብብዙሕ ዘስሕቕን ዘገርምን ጉዕዞ ስለ ዝሓለፈት፡ ንሓይልን ጽንኩርነትን ቃልሲ ዝያዳ ትገልጽ ኢለ እየ መሪጸያ።

- **"ክልተ ቐነ ኣብ ድፋዓት" ድያ ቐጺላ መጺኣ?**

** ይመስለኒ'ወ ብ1997። ይዝከረኒ፡ ዘምህረት የውሃንስ እዩ ዝጸሓፍካዮ ነገራት ኣኻኺብካ ኣምጽኣለይ ምስ በለኒ ሰለስተ ሓጸርቲ ዛንታታት፡ ክልተ ናይ ሜዳ ተዋስኣታተይ፡ ኣብ ዳያሪ ዘስፈርኩዎ ናይ ኩናት ትዕዝብተይን "ልቢ ተጋዳላይ"ን ኣምጺኣሉ። "ክልተ ቐነ ኣብ ድፋዓት" ብ1985 ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ከቲተ ንዘጓነፈኒ ኣጋጣሚታት እያ ትድህስስ። ዝበዝሕ ትሕዝቶኣ ብዛዕባ'ቶም ኣብኡ ዝተላለኹዎምን ኣብኡ ከሎኹ ዝተሰውኡን ብጾት እዩ። ኣብ ህይወተይ ዘይርስዐን ክልተ ቐነ እየን። እታ ኻልኣይቲ ጽሕፍቲ "ቅድሚ ልቢ ተጋዳላይ" ትብል፡ ናይ ምፍራስ ግንባር ናደው ትዕዝብተይን ናይ ዳያሪ ጹብጻበይን ገሊጻ፡ "ልቢ ተጋዳላይ" ንዘጽሓፍኩሉ ምኽንያት ተብርህ። እቲ ዝተረፈ ሓጸርቲ ዛንታታን ተዋስኦታትን'ዩ።




- **ሽልማት ራይሞክ ረኺባ ነይራ'መስለኒ፣ በየናይ ዓመት'ዩ?**

** ብ1997 ተሸሊማ። ብድሕሪኡ ናብ ቋንቋ እንግሊዝ ባዕለይ ተርጒመያ፡ መጀመርታ ኣብ ኣሜሪካ፡ ድሕሪ ገለ ዓመታት ድማ ኣብ ኤርትራ ተሓቲማ ተዘርጊሓ። ከም "እቲ ኻልእ ኩናት" ጽቡቕ ኣህጉራዊ ዝርጋሐ ረኺባ። ብፍላይ እተን ናይ ውግእ ክፋላት፡ ኣብ ናይ war literature ካሪኩለም እቲዎን ዝኾናሉ ናይ ዩኒቨርሲቲ ፕሮግራማት'ውን ኣብ ኣሜሪካን ኤውሮጳን ርእየ'ሎኹ። ናይ ተመሃሮ ህየሳ ዝለኣኹለይ ፕሮፌሶራት'ውን ኣሎዉ። ብዘይካ እንግሊዝ፡ ናብ ቋንቋታት ጥልያንን ጀርመንን ተተርጒማ ተሓቲማ'ላ። ኣሕመድ ባዱሪ ናብ ዓረብ ከም ዝተርጎማ እፈልጥ'የ፡ ኣብ ማሕተም ገና ኣይበጽሐትን። ኣብ ትግረ'ውን ተተርጒማ እያ።

- **ድሕሪኣ ናይ ታሪኽ መጻሕፍቲ እዩ ዝመጽኡ፡ እቲ ብድሆታት እንታይ እዩ?**

** ቅድሚ ናይ ታሪኽ፡ ሓንቲ ኣብ ኤርትራ ብዙሕ ዘይትፍለጥ፡ ምስ ሆላንዳዊ ፕሮፌሶር ማርቲን ዱርንቦስ ብሓባር ዘርታዕናያን ናተይ ምርምራዊ ጽሑፍ ዘለዋን Post Conflict Eritrea; Prospects for Recon-




struction and Development ኣላትኒ። ብ1998 ዝተሓትመት ኮይና፡ ብዛዕባ'ቲ ንኤርትራ ኽጓንፋ ይኽእል ዝበሃል ብድሆታት ናይ ዳግመ ህንጸት ዝድህስስ፡ ብኤርትራውያን ተመራመርትን ክኢላታትን ዝተጻሕፈ ዓንቀጻት ዝሓቘፈት እያ። ኣገዳሲት ሰነድ ምኾነት ግን ናይ 1998 ኩናት ወያነ ምስ መጸ፡ ነቲ ንሳ ትዛረበሉ ሰናርዮ ቐዪሩዎ። ሰላም'ምበር ኩናት ኣብ ትጽቢትና ኣይነበረን። ብዝኾነ እታ መጽሓፍ ኣላ፡ ሳሕቲ ኽትጥቀሰ'ውን እርእያ እየ።

ካብ 1998 ክሳብ 2016፡ ሰለስተ ናይ ታሪኽ ቅጽታት ጽሒፈ - "ኣይንፈላለ፣ ፌደረሽን ኤርትራ ምስ ኢትዮጵያ፡ ካብ ማቴንሶ ክሳብ ተድላ፣ ኤርትራ፡ ካብ ፌደረሽን ናብ ጉበጣን ሰውራን"። ኩሉ'ኹለን ልዕሊ ክልተ ሽሕ ገጽ ይኾና። ታሪኽ ኤርትራ ብዓይንን ተግባራትን ወነንቱ ኽንዲ ዝግለጽ፡ ብፍርድን ርእይቶታትን ገዛእቱን መሻርኽቶምን'ዩ ኽወሰን ጸኒሑ። እዚ ንኤርትራውያን ናብ ተዓዘብቲ ገዛእ ታሪኾም ዝቕይር ኣዘናትዋ ክቕየር ኣሎዎ። ግን፡ ኣብ ውሽጢ ሓደ ድልዱል ሰረት ዝሓዘ'ሞ ነቲ ታሪኾም ድማ ዝብርዝ ናይ ስርዓት ሃይለስላሴ ኣዘናትዋ ንነዊሕ እዋን ስለ ዝተዓምጸጸ፡ ካብኡ ፈንቂልካ ኣውጺእካ ክብሪ ኽተልብሶ ቀሊል ብድሆ ኣይኮነን። እዘን ሰለስተ መጻሕፍቲ፡ ነዚ ብድሆ'ዚ እየን



ብኽፊል ከማልኣ ዝፍትና። ተስፋ'ገብር እዚ መንእሰይ ወለዶ ዓቕሊ ገይሩ ኽንብበን፡ ወይ መማህራን ባዕሎም ተረዲኦም ንተማሃሮኦም ከፍልጡ። ታሪኽካ ዘይምፍላጥ ከቢድ ሳዕቤን'ዩ ዘስዕብ።

- **ንቑልዑ ዝኸውን ካብ ጸሓፍካ፡ ብቑልዑ'ውን ትግደስ ኢኻ ማለት'ዩ። ብዛዕባዚ'ስከ ኣዕልለና።**

** ንኹሉ ዓቕመይ ኣብ ናይ ቈልዑ ስነ ጽሑፍ ኣውዒለዮ እንተ ዝኸውን ምፈተኹ። ነፍሱ ዝኸኣለ ዓቢ genre እዩ። ብቑልዓይ ከሎኹ፡ ናይ ኣኒድ ብላይተን ትብሃል እንግሊዛዊት ደራሲት ናይ ቈልዑ መጻሕፍቲ እውሕጦ ነይረ። 20-30 ዝኸውን ኣንቢበላ። ኣጋጣሚ ኾይኑ፡ ኣንጻር'ቲ ባህገይ ኣብዚ መዳይ'ዚ ብዙሕ ከየፍረኹ ዕድመ ኣርኪቡ። "ጊታኖ"ን "ጥምጥም ኣብ ገጀረት"ን ጥራይ ከወፌ ኽኢለ። "ጊታኖ" ብቑልዓይ ኣብ ዝረኣኹዋ ፊልም ብዛዕባ ፍቕሪ ሓደ ቈልዓን ሓደ ብዕራይን ዝተመርኰሰት ዛንታ እያ። ብግቡእ ስለ ዝተቓልሐትን ዝተዘርግሐትን፡ ሰፊሕ ተቐባልነትን ተነባብነትን ረኺባ። ብኣንጻሩ፡ "ጥምጥም ኣብ ገጀረት" ብዛዕባ ንሓደ መርበብ ናይ ሰረቕቲ ዝኸሸሑን ምስ ፖሊስ ተሓባቢሮም ዘትሕዙን ቈልዑ ኣስመራ እያ ተዘንቱ። ግን ስኣን ግቡእ ምቅላሕ ይኹን ምዝርጋሕ፡ ዘዕግብ ውጽኢት ኣይርኣኹላን። ምናልባት'ውን ብቕዓት ይጎድላ ይኸውን። ናይ መወዳእታ ኣበርክቶይ፡ ሓንቲ ተወሳኺት ጽሕፍቲ ናይ ቈልዑ ኽትኮነለይ ምተመነኹ።

- **ብዛዕባ ትርጉም ኣልዒልካ ኔርካ፡ ብዘይካ "ክልተ ቐነ ኣብ ድፋዓት" ካልእ ዝተተርጎመ እንታይ ኣሎ?**

** እተን ክልተ ቐዳሞት ናይ ታሪኽ መጻሕፍቲ ናብ ቋንቋታት ዓረብን ትግረን ተተርጉመንስ ተዘርጊሐን እየን። እታ ሳልሰይቲ`ውን ኣብ ምትርጓም ትርከብ። ኣብዚ ዓመት'ዚ ሒዘዮ ዘሎኹ ዓቢ ዕማም፡ ንሰለስቲኣን ናይ ታሪኽ ቅጽታት ናብ ሓንቲ ናይ ቋንቋ እንግሊዝ ቅጺ ምጽማቑ እዩ። ናይ ጥዕና ጉድለት ዓናቒፉኒ'ምበር ክሳብ ሕጂስ ክውድኣ ነይሩኒ። እማወት ኣሎኹ፡ በቲ ናይ ንእስነት ቋንቋና። "ክልተ ቐነ" ናብ ክልተ-ሰለስተ ተወሰኽቲ ቛንቋታት ኤውሮጳን እሲያን ናይ ምትርጓም ሓሳባት ከም ዘሎ እሰምዕ። ተስፋ'ገብር ሓቂ ክኸውን። ናይ ኣምሓርኛ ትርጉም ክህሉ'ውን ተስፋ'ገብር።

- **ኣብ ፍርያትካ ውሽጣዊ ዕግበት ኣሎካዶ?**

** ሓቂ ኽነግረካ? ብጽሑፋተይ ዓጊበ ኣይፈልጥን። ሳሕቲ እዩ ተመሊሰ ኽንብቦ ኽሎኹ ባህ ዝብለኒ'ምበር፡ ባዕለይ ኣበር ስለ ዘውጽኣሉ ዕሚም'የ ዝብል። "ነዛ ነፍስኻ ታሕቲ ኣይተውርዳ" ኢሎም ዝቋየቑኒ ፈተውቲ ኣሎዉ። ሓደ ደራሲ ዝያዳ ዝዓግብ፡ ጽሑፋቱ እንተ ተነቢቡ እዩ። ብፍላይ መንእሰያት መጽሓፍካ ኣንቢብናዮ ዝብሉኒ ኽረክብ ከለኹ፡ ብኡ መጠን ሚዛነይ ክብ ዝበለ ይመስለኒ፡ ብዘይ ቃል ዓለም። ግን፡ ካብ ኣብ ውሽጢ ሃገር፡ ካብ ደገ ዝረኽቦ ሞራል ዝያዳ የተባብዓኒ፡ ብፍላይ ኣብ ዓንኬላት ኣካዳሚ። "እቲ ኻልእ ኩናት" ክሳብ ሕጂ ኣብ ውሱን ዓንኬላት ኤውሮጳ ትሰራሕ ኣላ ኢለካ፣ ከምኡ'ውን "ክልተ ቐነ

ኣብ ድፋዓት” ኣብ ካሪኩለም ዓበይቲ ዩኒቨርሲቲታት ኤውሮጳን ኣሜሪካን ከም ትኣቱ ነጊረካ። በዚ ደረጃ’ዚ ዝስራዕ ኣተበበዒ ተበግሶ ሳሕቲ እየ ካብ ኮለጃትና ዝረክብ። ካልኣት ደረስቲ’ውን ካብዚ ናተይ ዝፍለ ግብረ መልሲ ዝረኸቡ ኣይመስለንን። ኣብ ልዕሊ ናተይ ይኹን ናይ ካልኣት ደረስቲ ስራሓት፡ ዕቱብ ገምጋም ካብ ዝምልከቶም መማህራን ናይ ኮለጃትና ዛጊት ኣይርኣኹን። ብኣንጻሩ፡ “ኣይንፈላለ” ብዓረብ ምስ ተተርጉመት፡ ሓሙሽተ ዓበይቲ ግብጻውያን ፕሮፈሰራት ታሪኽ ኣንቢቦም ኣብ ካይሮ ናይ ገምጋም ዘተ ኣካይዶምላ። ብምሉኡ’ቲ ተይፕ ኣሎኒ። ብሓቂ ተሓጉሰ፡ ተማሂረሉ፡ ተተባቢዐሉ ድማ። እወታዊ ገምጋም’ዩ።

• **ንኽትጽሕፍ ዝምችኣካ ግዜ፣ ቦታ፣ ኵነታት፣ ከመይ ይመስል?**

** ኣብ`ዝስ ብዙሕ ዘማርጽ ኣይኮንኩን። ናይ ምርምር ስራሕ ኣብ ቤት ጽሕፈተይ እዩ ዝጸሓፍ። ዓበይቲ መጻሕፍቲ፡ ጥማራት ጋዜጣን ሰነዳትን ከጋላብጥ ስለ ዘሎኒ፡ ጣዋሉን ቤት ጽሕፈትን ይሓትት። እቲ ኻልእ ግን ኣብ ዝኾነ ጽምው ዝበለ ቦታ እገብሮ - ኣንጊሀ ኣብ ገዛ ዝጽሕፈሉ ኣሎ፡ ወይ ኣምስየ ለይቲ። ኣብ ባጽዕ ጽሕፈት ይብርሃኒ። ግን ብዙሕ መራጻይ ኣይኮንኩን።

ዝምድናታት

• **ቅድሚ መርዓ ዝነበረካ ፍቕራዊ ዝምድናታት (እዋን ንእስነት) ከመይ ነይሩ? ኣሐፊሽካ ክትገልጸኣልና የከኣል’ዶ?**

** ዋእ! እንታይ ኢልካዮ ወደይ፡ እንታይ ክጠቕመካ? ነባሓጎታትካ ኸምኡ ኢልካ ይሕተት ድዩ? ግድን ክኣ ትብለኒ ኣሎኻ። ናይ መንእሰይ ዕድመይ ኣብ ኣስመራ፡ ኣዲስ ኣባባን



ኣሜሪካን እዩ ሓሊፉ። ኣብዚ ድማ፡ ገሊኡ ንነዊሕ፡ ገሊኡ ድማ ንሓጺር ግዜ ዝኸይድ ዕርክነታት እገብር ነይረ ከም ኩሉ መንእሰይ። ገለ ኻብ’ቲ ዕርክነታት ናብ ዓቢ፣ ኣዝዩ ዓቢ ነባሪ ሕውነት ማዕቢሉ። ኣብ ሰለስቲኡ ሃገራት፡ ሕጂ እኖሓጎታት ኮይነን ዘሎዋ ኣሓት ኣሎዋኒ፣ ካብኡ ዝዓቢ ጸጋ የለን። ኣሐፊሽዶ መሊሰልካ?

• **ኣብ ዘበንኩም ቅድሚ መርዓ ዝነበረ ዕርክነት ምስ ኣንጻር ጾታ ከመይ እዩ ነይሩ?**

** ምስ’ዚ ናይ ሎሚ ተነጻጺሩ፡ ኣዝዩ ድሩት እዩ ነይሩ። ደቀንስትዮ ሸው ብዙሕ ካብ ገዛ ዘይወጻ፡ ጸጉረን ብመንዲል ዝጉልብባ፡ ሸፎን ጎና ዝለብሳ፣ ዝበዝሓ ሓፋራትን ብስነ ስርዓት ዝኸዳን’የን ነይረን። ድንግልና ዘይምፍራስ ዓቢ ኽብሪ እዩ ዝቔጸር ሸው። ነዚታት ደፊረን ዝፍንጽጋ ውሑዳት ምስ ዝርከባ፡ ብፍላይ ኣብ መወዳእታ ‘50ታትን መጀመርታ ’60 ታትን ኩሉ ይፈልጠን፡ ኣብ ገለ’ውን ይድረፈለን ነይሩ። ጠሚታትኒ፡ ፍሸኽ ኢላትኒ፡ ተንኪፋትኒ ኢልና ምሉእ መዓልቲ ኢና ንጀሃር ዝነበርና። ቀስ ብቐስ ግን እናተቐየረ፡ ቁሩብ ፍትሕ እናበለ ኸይዱ።

• **ሓዳር መዓስ መስሪትካ?**

** ኣብ ሜዳ። ምስ በዓልቲ ቤተይ ኣብረሀት ሃይለ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ኢና ተላሊና። ጠባያን ኣገባባታን ይስሕበኒ ነይሩ። ኣይጸንሐትን፡ ጀማሂር ኮይና ድሕሪ መስመር ተመዲባ። ብ1982፡ ኣብ ከባቢ’ቲ ዝነበርኩሉ ኣራግ ዝበሃል ቦታ ብስራሕ መጺኣ ንውሕ ዝበለ ግዜ ገይራ። ኣብኡ ዳግም ተራኺብና፡ ዝምድናና ናብ መርዓ ማዕቢሉ። ምውቕቲ ሓዳር ኣላትኒ።

• **ይቕረታ፣ ግን ብዛዕባ ሞት ውላድኩም ተመስገን ክሓተካ፣ ብኸመይ ተጸናኒዕኩም?**

** ይቕረታ ዘብል የብልካን፣ ወዮ ሓቲትካኒ። መሊእካ ኣይትጸናናዕን ኢኻ። ሞት ውላድ፡ እሞ ኸኣ ከምዚ ናትና ሳዕቤንን ዋጢጥን ብዘስዕብ ድንገት ምስ ዝስነ፡ ሃሳዩ እዩ። ክሳብ መቓብር ሒዝካዮ ትኸይድ ጓሂ ኢኻ ትስከም። ግን፡ ኣብ መንጎ ኽልተና ፍቕርን ሓልዮትን ጸኒሑ። ፈታኒ ግዜ ኽመጽእ ከሎ፡ ወይ ኣነ ወይ ንሳ ሕድገት እናገበርና ተኸኣኢልና። እምበር ሞት ውላድ ሓዳር’ውን ይብትን’ዩ። ኣብ ልዕሊኡ ደገፍ ናይ ቤተ ሰብ፡ ኣዕሩኽ፡ መሳርሕቲ፡ ጐረባብቲ፡ ሕብረተ ሰብ ብሓፈሻ ኣይተፈለየናን። ልዕሊ ኹሉ ድማ ኣብ ክልተ ዓመቱ ውላድ ረኺብና። ኣብ ሸምግልናና ልብናን ቀልብናን ወሲዱ ዘሎ ቈልዓ እዩ። ቀሊል ደበስ ኣይኮነን። እዚ ኹሉ ነቲ ማህሰይቲ

ንኽንጸር ሓጊዙና።

ሓፈሻዊ

**• ኣብ ካልእ ኣርእስቲ ክወስደካ፡ ደራሲ ምኳን ተውህቦ ድዩ ወይስ ብጻዕሪ`ውን ይመጽእ`ዩ? እቲ ዝሓሸ`ኸ ኣየናይ እዩ?**

** ክልቲኡ ብሓባር ምስ ዝኸይድ እቲ ዝበለጸ እዩ። ተውህቦ ብዘይ ጻዕሪ ከም ትሕቲ መሬት ዝተቐብረ ወርቂ እዩ ክኸውን። ክምዕበል፡ ክረቅቕ እንተ ኾይኑ፡ ብስራሕ ክዓቢ፡ ካብ ጌጋታት ክመሃር፡ ብኸቐፈታ ኽበልሕ የድሊ። እቲ ብጻዕሪ ዝመጽእ ድማ ዓይነት ናይቲ ጻዕሪ ዝውሰኖ ይመስለኒ። እቲ ጻዕረኛ ዘንብቦ መጻሕፍቲ፡ ዝመርጾ ኣርእስትን ዘካይዶ ምርምርን ነቲ ብተውህቦ ዘይተዓደሎ ሃጓፍ ዝመልኣሉ ክኸውን ዝሓሸ እዩ።

**• ደራሲ ኽትከውን ክተማልኦ ዘድሊ ረቛሒታት እንታይ እዩ ምበልካ?**

** ብረቛሒታት ኣይኣምንን እየ። ደራሲ ክኸውን ዝደሊ ሰብ ክፍትን ኣሎዎ። ከይፈተንካ ዓቕምኻ ኽትግምግም ዝከኣል ኣይኮነን። ተውህቦ ኣሎካ ድዩ? ፈትን፡ ካብኡ ዝጐደለካ ትምልእ። ባዕልኻ ኣይኮንካን'ኮ ንነፍስኻ ደራሲ ትሰምያ፣ ሰብ'ዩ ስራሕካ ርእዩ ዝፈርደካ። ኣብኡ ንኽትበጽሕ ፈትን'የ ዝብል። ግን ከኣ ኣንብብ፡ ተምሃር፡ ንርእይቶን ነቐፌታን ድሉው ኩን፣ ቋንቋ ምለኽ ...

**• ኣብ ህየሳ ዘሎካ ኣረኣእያ እንታይ ይመስል?**

** ኣፍልጦና ብዛዕባ ህየሳ ኣዝዩ ትሑት እዩ ዘሎ። ኣብ መንጎ "ህየሳ"ን "ሃሲያ"ን ዘሎ ፍልልይ ዘይተረዳእና ብዙሓት ኣሎና። ህየሳ ርትዓዊ እንተ ዘይኮይኑ፡ ነቲ ተሃያሲ ጥራይ ዘይኮነ ንኻልኦት ትሰፋዋት እውን ክደቅስ ይኽእል። እንተ ዘየሎ፡ ብዘይ ርጡብ ህየሳ ስነ ጥበባት ክምዕበሉ ኣጸጋሚ እዩ። ቡቲ ሓደ ኣንጻር፡ ኣይትተንከፉኒ ዝብል ስነ ጥበበኛ'ውን ኣሎ። ካብታ ዘሎዋ ፍሕት ከይበለ ብስጉሚ ኣመልክት ክኑብር ዝደሊ እዩ'ዚ። ኣብ ነፍሰይ ክመጽእ፡ ክልተ ሰባት ጥራይ እየም ኣብ ናይ ታሪኽ ጽሑፋተይ ዕቱብ ነቐፌታ ኣቕሪቦምለይ ዘለዉ። ሓደ ዶክቶር ጉብረሂወት ተስፋጊዮርጊስ ኣብ ኣሜሪካ ዝነብር፡ ሓደ ድማ ስምኦን ማርቆስ'ዩ ስሙ'መስለኒ (ምስ ይቕረታ'ታ ጽሕፍቱ ምሳይ የላን ኣብ ዘለኹዎ) ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ዝቕመጥ። ጉድለታተይ ስለ ዝሓበሩኒ ተሓጉሰ፣ ኣብዛ ናይ እንግሊዝ ቅጺ ድማ ኣብ ግምት ኣእትየየ። ነዞም ከምዚኦም ሓንጎፉይ ኢኻ ትብሎም። ፈተውትኻ እዮም።

**• ዘይከተግበሮ ዝሐበረ ዕድል ዝጠዘሐ እናሃለወ ብምግባርካ ዝተሓጎስካሉ ኣሎዶ?**

** "እቲ ኻልእ ኩናት" እንተ ዘይጣበበሳ በዚ ሕጂ ዘላቶ መልክዕ ኣይምሰረረትን። እዚኣ ተሐጉሰኒ።

**• ዘይገበርክዎ ኢልካ ትጠዓሰሉ'ኸ?**

** መሊኡ። ግን ምስ ስነ ጽሑፍ ዝተሓሓዘ ኣይኮነን።

**• ዝተሓጎስካሉን ዝጉሃኻሉን ኣጋጣሚ፡ ብኽልቲኡ ጫፋቱ መዓስን ኣበይን እዩ?**

** ተመስገን ምስ ተወልደን ተመስገን ምስ ሞተን። ነቲ ሓጉስ ግን ማትያስ ምስ ተወልደ ደጊመየ።

**• ካብ ተመኩሮኻ ፍሹል ሰብ ከመይ ዝበለ'ዩ? ዕዉትከ?**

** ነዛ ፍሹል ትብል ቃል ኣይፈትዋን፡ ኣይቅበላን እየ። መደባት ዝፈሸሎ ሰብ ይህሉ ይኸውን ወይ ኣብ ዕላማታቱ ሽተት ዝበል። "ሕማቕ ሰብን ሕማቕ ሓጺንን የለን" ይብሉ ነይሮም ተጋደልቲ። ዕዉት ሰብ ከኣ ንዝጀመሮ ስራሕ ወይ ዕላማ ኣብ መፈጸምታ ዘብጽሖ። ከምዚ ዝመስል ፍርዲ ኣብ ኩነት ዝሕጸር'ምበር ከም ሕላገት ኣብ ሰብ ዝልጠፍ'ዩ ኢለ ኣይኣምንን እየ። ዝፈሸለ ኽዕወት፡ ዝተዓወተ ኽፈሽል ስለ ዝኽእል።

**• ንኸይትሰርሐ ዝዕንቅጹኻ ነገራት ብኸመይ ትብድሆም?**

** ከከም ኣመጻጽኣኦምን ዓይነቶምን። ገጢመ ዝስዕሮም እንተ ኾይነ እገጥሞም። ዝብርትዑኒ እንተ ኾይኖም ድማ ወይ እኹሎም ወይ ብበጠበጥ እምክቶም። መብዝሕትኡ ግዜ ግን፡ ዕንቅፋት ከም ዘየለ፡ ሱቕ ኢለ እየ ስራሐይ ዝሰርሕ። ኣብዚ ዝርድኡንን ዝተሓጋገዙንን ሰባት ከም ዘለዉ ምዝካር ይግባእ።

**• ባህርያትካ ትፈልጦዶ ክትገልጸለይ?**

** ከመይ ማለትካ ኢኻ? ገሊኡ ድኣ እፈልጦ'ኸውን።

**• ምስ'ቲ ሰባት ክገልጹኻ ዝደልዩን ንስኻ ትኣምነሉን ከመይ ይሳነ?**

** ኦይ፡ ነዚኣ ኽምልሰልካ ጸገም'ያ። ኣነ ድኣ "ጥዑም፡ ሓላል፡ ሊጋስ፡ ሰብ ዘኽብር" ክበሃል ምደለኹ። ግን እቲ ሰብ ከምኡ ኹብለኒ ኣሎዎ። ሰብና ኸኣ ኣብ ቅድመኻ ኣይንእደካን'ዩ። ኣይንእደካ ኣይሓምየካ። ኩሉ ብድሕሪኻ እዩ። ስለ'ዚ ንኻልኦት ሕተታ'ዚኣ።

**• ትፈትዎ ባህሪ ሰባት . . . ትጸልኦ'ኸ**

** ዝፈትዎ ሓቐኛነት፡ ቅንዕና፡ ነፍስኻ ኣኽቢርካ ንኻልኦት ምኽባር፡ ሕድገትን ምሕረትን ምግባር። ዝጸልኦ፡ ሓሶት፡ ምንቀኝነት፡ ቂምተኛነት፡ ቅንኢ፡ ምጥቛስ፣ ብፍላይ ንውልቃዊ ረብሓን ካብ ባዕላዊ ስምዒትን ምስ ዝብገስ።

**• ኣዚኻ ተድንቖ መጽሓፍ፡ ስለምንታይ? (ካብ ዘንበብካዮ)**

** ብዙሕ እንድዩ'ሞ ኾናይ ኩበልካ? ሽዱሽተ ግዜ ዘንበብኩዋ "ኦሊቨር ትዊስት" ናይ ቻርልስ ደከንስ እያ።

ምናልባት ብዛዕባ ቈልዑ ስለ ዝኾነት፡ ቈልዑ ኸኣ ስለ ዝፈቱ ይኸውን ዝግደሰላ።

**• ካልኣይ፡ ሳልሳይ እውን ዕድል ክህቦ።**

** ከምኡ`ሓይሽ። ብደረጃ ጥቡቡ፡ ካብ ንዲከንስ ንቶሉቶይ እመርጽ። "ኣና ካረኒና" ኣዝየ ዝፈትዋ መጽሓፋ እያ። ናይ ዶስተየቭስኪ "ክራይም ኣንድ ፓኒሽመንት`ን ናይ ቪክቶር ሁጎ "ለ መዘራብል"ን እውን ማዕረ እሰርዐን። እዚ ግን ንብዓል ሆሚንግወይ፡ ቦልድዊን፡ ግሪኻዊ ካዛንጻኪስን መሰልቶምን ከይጉሰኻ እዩ።

**• ተድንቖ ሰብ ካብ ተሞኩሮ ህይወትካ መን እዩ?**

** ብዘይ ቃል ዓለም፡ ኣቦይን ኣደይን። ብዙሓት ወሊዶም፡ ሸውዓተ ዓቢና። ነታ ዓባይ ሓብተይ ኣብ ዘመን ጥልያን ዓዲ ኣመርዕዮማ። ንዘተረፍና ሸዱሽተ ግን ኣብ ደረጃ ዩኒቨርሲቲ ዘብጽሑ፡ ጥቕሚ ትምህርቲ ብኣጋ ዝተረድኡ ወለዲ ብምንባሮም፡ ሽሕ`ኳ ኻልኦት`ውን ዝድነቑ እንተ`ሎዉ፡ ኑቲ ኽቡሪ ንዕኦም እህቦም።

**• ካብ ደረስቲ ሃገርና ንመን ተድንቕ?**

** ኣብ ትግርኛ ማለት'ዩ፡ ኣብ ካልእ ቋንቋታት ሃገርና ደፊረ ኽዛራብ ብዘይ ምኽኣለይ ቅር ይብለኒ። ካብ ቅዲ ኣጸሓሕፋ መምህር ወልደኣብ ወልደማርያም ብዙሕ እየ ኸሲቡ። በየነ ሃይለ ናይ በይኑ ምድኒብ ዝሕዝ ዓቢ ደራሲና እዩ፡ ነፍሱ ይምሓር። ከምኡ'ውን ኣብ ስነ ግጥሚ፡ ነፍሰ ሄር ተሰፋማርያም ወልደማርያም። ናይ'ዞም ክልተ ክቡብ ዝበለ ኣበርክቶ ንስነ ጽሑፍ ትግርኛ ገና ብሕጂ እዩ ግቡእ ቦትኡ ኽሕዝ። ሓያሎ ገጠምቲ ኣጥሪና'ሎና፡ ከም ብዓል መለስ ንጉሰ፡ ግርማይ ኣብራሃም፡ ኣክሊሉ ተሰፋጽዮንን ካልኦትን። ዝቐደመ ስራሓት ናይ ግርማይ ገብረመስቀል ክሳብ ሕጂ ኣይመንዎን'የ። በየነ ሃይለማርያም ግን ውሑድ መዘና እዩ ዘለዎ - ብፍላይ ስርሒይ ኢሉ እንተ ሒዙዎ። ካብ ደቀንስትዮ፡ ብቛንቋ እንግሊዝ፡ ራሄል ኣስገዶም። ገነት ስዩም (ሸንም) ካብቶን መገዲ ዝኸፈታ እያ፣ ኣፍልጦ ይግብኣ።

**• ኣጠቓቕማ ግዜኻ**

** ፍኑው፡ ቀይዲ ዝብሃል የብለይን። ናይ ውጥን ሰብ ኣይኮንኩን። ቃሕ እንተ ኢሉኒ ተተኸሊ እውዕል፡ ቅጭ እንተ መጺኡኒ ድማ ንሰሙናት እጥንጥኖ።

**• ናይ ሜዳ ኣዕሩኽትኻ ብዓል መን ነይሮም?**

** ዳርጋ ኹሎም ሜዳ ዝተሰለፉ ናይ ቀደም መማህርተይን መትዓብይተይን`ዮም። ካብ ፓራዲዞ፡ ደሳለ ኣብራሃም (መምህር)፣ ካብ 11A ጠዓመ በየነ፡ ኪዳነ ጾጌ፣ ካብ ዩኒቨርሲቲ ኣዲስ ኣበባ፡ ሰናይ ክፍለየሱስ፡ ኪዳነ ወልደየሱስ (ፋርማሲ) - እዚኦም`ዮም። ኣብ ሜዳ ዝተዓራረኽኩዎም`ውን ኣሎዉ። ብዙሓት`ዮም፡ ኣብዚ ኽዘርዝሮም ኣይክእልን። ኣብ ዝኸድኩዎ ክብርን ሙቐትን ዝህቡኒ ተማሃሮ ቤት ትምህርቲ ሰውራን ኣባላት ባህሊ ኣራግን'ውን ብደረጃ ኣዕሩኽይ እርእዮም።

**• ናይ ድሕሪ ናጽነትካ ክሳዕ ሕጂ ማለት'ዩ?**

** ኣብ ዕርክነት ብዙሕ መሐደሲ ኣይኮንኩን። ቀንዲ ኣዕሩኽይ`ቶም ናይ ቀደም`ዮም። ብህይወት ዘየሎዉ፡ ኣሰፋው ይስሃቅን ኣፈወርቂ ሃብቱ ሃይሉን ብዙሕ እስእኖም፡ እናፍቖም። ካልኦት ኣብ ኣሜሪካን ኤውሮጳን ኣሎዉ፡ ቡቲ ናይ ቀደምና ንቕጽል ኣሎና። ከም ፍሉይ ዓርኪ ዝርእዮን ዘፍቅሮን ዳዊት በላይ ኣብ ኣሜሪካ ኣሎ። ከምኡ'ውን ኣሰፋሃ፡ ክፍለማርያም ዝበሃሉ ናይ መዋእል ኣዕሩኽ ኣሎዉኒ። ሓደ ብፍሉይ ክጠቕሶ ዝደሊ የማነ ዳዊት (ወዲ ዳዊት) እዩ። ጉረቤተይ እዩ ግን ምስ ብዓልቲ ቤቱ ኤልሳ ባሊሳ ዳርጋ ናብ ኣሕዋት ተቐይርና። ከምኦም ጉረቤት ንኹሉ ይፍጠረሉ።

**• ብዕርክነት ብእወታ ዝተጸለኻዮዶ ይበዝሕ ብኣሉታ?**

** ብእወታ`ምበር።

**• ብእወታ ጸልዩኒ ኢልካ ኣብ ቀዳምይ ደረጃ ትስርዖ ዓርኪ መን ይበሃል፡ ብኸመይከ? ኣብ ካልኣይከ?**

** ተመስገን ሃይለ ዝብሃል፡ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ካብቶም መራሕቲ "ጥሕሻ" ዝብሃል ክፋል ህዝባዊ ሓይልታት ዝነበረ፡ ኣብ ኢድ ጸጥታ ስርዓት ህይለስላሴ ዝተሰውአ ዓርኪ ነይሩኒ። በሊሕ፡ ኣብ መትከሉ ዘይለማለም፡ ማርክሳዊ ዝንባሌ ዝነበሮ፡ ብጭርቃን ሰብ ዘጸልል ተዋዛዪ እዩ ነይሩ። ብባህርየይ ፖለቲከኛ ኣይነበርኩን፡ ሕጂ`ውን በዚ መዳይ`ዚ ብቑዕ'የ ኣይብልን። መስመር ዘትሓዘኒ፡ ክሳብ ናብ ደረጃ ምግዳል ዝደረኸኒ ግን ተመስገን እዩ። ብዘይ ናቱ ጽልዋ፡ ብፍላይ ድማ ኣዝዩ ዝተንከፈኒ መስዋእቱ፡ ኣብዚ ዘለኹዎ ኣይምሃለኹን።

ካልኣይ`ኳ ዘይኮነ፡ ማዕረ ተመስገን ሃይለ ዝሰርዖ፡ ጠዓመ በየነ እዩ። ካብ 1960 ዘይንፈላለ ኣዕሩኽ ኢና። ኣብ ኩሉ፡ ቀሃስ፡ ኣዲስ ኣበባ፡ ዊስኮንሲንን ሜዳን ብሓባር ዝነበርናሉ`ቲ ዝነውሐ እዩ። ቅኑዕ፡ ሓቀኛ፡ ኣብ ዝኣመነሉ ገጥ



ስዉእ ተመስገን ሃይለ



ዝብል፡ ሰብ ዘኹብርን ሚዚሩ ዝሕሉን ናይ ሕጊ ብዓል ሞያ እዩ። ኑቲ ናተይ ፍትውቲት ፍሬኖ ዝገብረለይ ንሱ እዩ። ምኽሩ እደሊ፡ እሰምዖ ኸኣ። እዚኦም'ዮም'ቶም ቀንዲ።

• **ብሕወታ ጸልዮ እትብሎ'ኸ ኣሎዶ?**

** ነዚኣ'ውን ኣነ ኽምልሳ ኣይክእልን።

• **ንሰክላ ኣምሊጠ እምበኣር ብ ኣሉታ ጸልዩኺ ነይሩ እትብሎ ዓርኪ'ኸ ትዝክርዶ?**

** ኣይዝክርን። ቀልጢፈ ስለ ዘለልዮም'ዩ'መስለኒ፡ ኣይቀርቦምን'የ ነይረ። ብፍላይ ትምህርቲ ዝጸልኡ ጸላእተይ እዮም ነይሮም።

• **ኣሰርካ ዝሰዓቡ ወይ ክስዕቡ ትጽቢት ትገብረሎም መንእሰያት ኣለውዶ ይመስለካ?**

** ይህልዉ ይኾኑ፡ ተስፋ'ገበር ከኣ ኽህልዉ። በዚ ደረጃ'ዚ ደራሲ ተባሂልካ ኣሰር ዘይትገድፍ እንተ ኾይንካ`ሞ፡ ፍሽለት`ዩ ቡቲ ናይ ዓንተቦይ ኣገላልጻና። ከምኡ ዝብሉኒ'ውን ኣለው። ዋላ ኢሳያስ ጸጋይ፡ "ኣሰርካ ለሚነይ" ይብለኒ ነይሩ። ናይ ኢሳያስ ዘሐጉሰኒ ግን ንጻዕረይን ኣበርክቶይን'ምበር ንትሕዝቶ ወይ ቅዲ ጽሑፋተይ ኣይኮነን። ናቱ ትሕዝቶን ቅድን ስለ ዝከበሮ። ኣሰር ምስዓብ ማለት፡ ኑቲ ንሳቶም ዝገበሩዎ ምኹባይ ማለት ከም ዘይኮነ ብፍላይ መንእሰያት ክግንዘቡ ኣሎዎም። ጥቡብ ናይ ቀዳሞት መምሃርን መበገስን ኮይኑ፡ ናብ ዝለዓለ ርቀት ኩበርኽ`ዩ ዘሎዎ። በዚ መንፈስ`ዚ፡ ኣሰረይ ዝስዕቡ እንተ ተረኺቦም ደስ ይብለኒ።

• **ንመንእሰያት እንታይ ትመኽሮም?**

** ናይ ሎሚ መንእሰያት ኣብ ኣዝዩ ዝማዕበለ ዓለም'ዮም ዝነብሩ ዘለዉ። ዓለም ብሓበሬታን መራኽቢ ብዙሃንን ናብ ሓንቲ ቑሸት ተቐዪራ እያ። ቀደም ኣብ ውሽጢ ሃገርናን ኣብ ውሽጢ ባህልናን ኢና ዝያዳ ንሕጸር ኔርና። ሎሚ ባህልን ምብልጭላጭን ካልኦት፡ ብፍላይ ናይ ሃገራት ምዕራብ፡ ብሳተላይት ዲሽ ናብ'ቲ ዝረሓቐ ገጠራትና ኺይተረፈ ይኣቱ ኣሎ። ኣፍልጦኦም ብዘዕባ ዓለም ሰፊሑ እዩ። እዚ ምዕባለ`ዚ ፈጢሩዎ ዘሎ ዝተቐየረ ኩነታት ኣብ ግምት ኣእቲኻ ኢኻ ምስ መንእሰያት ትዛረብ።

• **እንታይ ትብሎም`ሞ?**

** እቲ ዘብለጭልጭ ንመንእሰያት ስለ ዝስሕብ፡ ናብኡ ገጽካ ሃጽ በል ኩብሉ ንርእዮም ኣሎና። ኣብ ሃገርና ጥራይ ዘይኮነስ ኣብ መላእ ኣፍሪቃን ዓለምን። ግን፡ እቲ ዘብለጭልጭ ዋናታት ከም ዘለውዎ፡ ኣሸንኳይዶ ንዓኣቶም ከም ሰደተኛታት፡ ንደቂ ሃገሮም`ውን ከም ዘዮሚንወዖም፡ ክንደይ ምዓት ሰጊሮም ኣብኡ ምስ በጽሑ እዩ ዝርድኦም ዘሎ። ብዙሓት ድማ ኣብ ዘይሓሰቡዎ ሸግር ክወድቁ ንርኢ። ሃገሩ ገዲፉ ዶብ ዝሰገረ ሰብ፡ ክብረቱ እዩ ዝድርቢ። ዜግነት ዘይብሉ እዩ ዝኸውን። ኣብ ሃገሩ ጸገም ኩጓንፎ ይኽእል`ዩ፡ ወይ ኩጓንፋ፡ እታ ኽቡረት ግን ኣብ ዓድኻን ምስ ሰብኻን እያ ትተርፍ። ትጸብቐ ትኽፋእ፡ ነታ ናይ ሃገርካ ኽቡረት ስግር ዶብ ሃንቀው ክትብላ ኢኻ ትብሊ።

• **ስለ`ዚ?**

** ስለ`ዚ መንእሰያትና ኣዕሚቖም ኽሓስቡ ኣሎዎም። ንመጻኢኦም መንጸፍ ዝኾኖም ትምህርቲ ኽድልቡ፣ ስራሕ ክፈትዉን ሞያ ኽጥርዩን፣ ታሪኽ ሃገሮምን ኩብርታት ሕብረተሰቦምን ከጽንዑ፣ ኩብሪ ግዜ ኽፈልጡን ንግዜ ብግቡእ ኽጥቀሙሉን፣ ዘርብሖምን ዘየርብሖምን መዘና ኽመምዩ፣ ጥዑይ ሓዳር ክምስርቱ ... የድልዮም። ብዘይ`ዚ ዕዉት ዝኾነ ህይወት ክነብሩ ኣሸጋሪ እዩ። ብኽንደይ መስዋእቲ ዝመጸት ኩብርቲ ሃገር`ያ ዘላቶም።

ኣብዚ፡ ዕቱብ ምትሕብባር ናይ ዝተፈላለያ ትካላት፡ ብፍላይ ድማ ሚኒስትሪ ትምህርቲ፡ ዘድሊ ይመስለኒ። ንኣብነት፡ ቡቲ ዘስተብህሎ፡ ብዙሓት ተምሃሮና ብዛዕባ ታሪኽ ሃገርና ዘሎዎም ኣፍልጦ ኣዝዩ ትሑት ኮይኑ እረኺቦ። በዚ ምኽንያት`ዚ፡ ኣብ ፈቐዶ ማሕበራዊ መድያ ብመንእሰያትን ካልኦትን ዝፍኖ ሓደ ሓደ ንታሪኽ ኤርትራ ዘናሹ፡ ስዉኣት ከይተረፉ ዝደፍር ጽሑፋት ኣዝዩ ዘተሓሳስብ እዩ፡ ፡ ኣብ ሰንኮፍ ንዘጸንሑ ድማ ኸደናግር ንርእዮ። እዚ ንትካላት ትምህርቲ ሓደ ብድሆ ይመስለኒ። ታሪኹ ዘኻእስ ሰብ ነፍሱ እዩ ዘኻእሰ። መንነቱ እዩ ዝኽሕድ። እዚኣ ድማ ናብ ጣዕሳን ሰንፈላልን ከተውድቐ እያ ዝዕዙብ፣ ወይ ናብ መውዳእታን ፍረን ዘይብሉ ናብራ ጽልእን ቅርሕንትን።

• **ኣብ መደምደምታ እንታይ ትብሎም ንመንእሰያት?**

** ኣብቲ ዝማዕበለ ግዜ ስለ ዝነብሩ፡ ካብ ዝሓለፍና ወለዶታት እቲ ዝሓሸ ዕድል`ዩ ዘሎዎም። ነዚ ዕድል`ዚ ኽጥቀሙሉ፡ ነዛ ብብዙሕ ጸበባ ዝሓለፈት ሃገር ናብ ዝለዓለ ደረጃታት ስኺትን ምዕባለን ኩብ ንኹብሉዋ ዘኽእሎም ዓቕሚ፡ ስኺት፡ ብልሓትን ዓቕልን ንኽጥርዩ እምኽሮም።

**የቐንየለይ!**

*መስፍን ገብረሂወት*

*ሕዳር 2019 - በጂንግ*

ወዘተ. እውን ሰሪሐ ኣለኹ። እቲ ዝርዝር ኣዝዩ ብዙሕ እዩ። ኖናይ ጠቒሰ ኖናይ ከም ዝገድፎ ከማን ተሓዋዊሱኒ እዩ ዘሎ። ግና ኣብ ሳዕሊ ዝጠቐስክወን ስርሓት ከም ኣብኡ ክንወስደን ይከኣል እዩ። ገና ብሕጂ ኣብ ዝዘርጋሕ ሓያለ ፊልምታት እውን ሰሪሐን እሰርሕ ኣለኹ።

**• ናይ መድረኽ ድራማ'ኸ ትሰርሒ ዲኺ፤**

እወ፡ ኣብ ብዙሓት ናይ መድረኽ ድራማታት ሰሪሐ ኣለኹ። ኣብ ሃገራውያን በዓላት ከም 24 ግንቦት፡ ሃገራውያን ፈስቲቫላት ማለት ኣብ ኤክስፖ'ን ሳዋን ድማ ብዙሕ ድራማታት ሰሪሐ ኣለኹ።

**• ናይ መድረኽ ድራማ'ዶ ይብርትዕ ወይስ ፊልም፤**

ክልቲኡ ዓውድታት ክትሰርሖ፡ ሓይልን ተወፋይነትን ይሓትት እዩ። ካብኡ ናብኡ ግና ናይ መድረኽ ድራማ ዝያዳ ጥንቃቐ ዝሓትት ዓውዲ ብምዃኑ ቅሩብ ብርትዕ ይብል። ምኽንያቱ፡ መድረኽ ምስ ተዓዘብትኻ



ብቐጥታ ፊት ንፊት እትራኸበሉ ዓውዲ ስለዝኾነ።

**• ኣብ ዝተፈላለዩ ተንቀሳቓሲ ስእሊ (ቪድዮ ክሊፕ) እውን ርእየኪ ኣለኹ።**

ኣይተጋገኻን፡ ኣብ ብዙሕ ቪድዮ ክሊፕ ሰሪሐ ኣለኹ። ንኣብነት፡ ሮዛ ለምለም ዳስ፡ ንዓኺ ሐዚ እሱር ፍቕራ፡ ቁኖን ካልኦትን ክንጠቅስ ይከኣል እዩ።

**• ተዋሳኢት ምዃንኪ የዕግበኪ'ዶ፤ ስለምንታይ፤**

ኣዝዩ እምበር። ሞያይ ስለዝኾነ። ብተወሳኺ'ውን ካብ ልበይ ስለ ዘፍቅሮ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ንሕብረተሰብ ዓቢዩ መልእኽቲን ትምህርቲን እተመሓላልፈሉ ሞያ ስለዝኾነ።

**• ሓያለ ፊልምታት ሰሪሕኪ ኣለኺ። ሓደስቲ ተዋሳእቲ ካባኺ ክመሃርዎ ዘለዎም ነገር እንተልዩ፤**

ካበይ!!?

**• እወ ካባኺ።**

ኣብ ከምኡ ደረጃ ዝበጻሕኩ እኳ ኣይመስለንን። ምኽንያቱ ኣነ ገና ካብ'ቶም ዓበይቲ ስነ-ጥበበኛታት ሃገርና እናተማሃርኩ ዝኸይድ ዘለኹ ሰብ እየ። ካብ በልካ ግና፡ እቶም ናብ'ዚ ዓውዲ ሕጂ ዝጽንበሩ ዘለዉ ሰባት ስነ-ጥበብ ብፍላይ ድማ ተዋስኦ ብዙሕ ዋጋ ዝሓትት ሞያ ምዃኑ ፈሊጦም ክኣትውዎ ደስ ምበለኒ።

**• ብኸመይ ኢኻ ንፉዕ ተዋሳኣይ ትኸውን፤ ካብ ጻዕሪ ድዩ ወይስ ተውህቦ፤**

ናይ ተውህቦ ጉዳይ ኣብ ቦትኡ እንደዩ፡ ማለት ተውህቦ ኣብ ተዋስኦ ኣገዳስን ዓቢ ቦታ ዘውሃቦን እዩ። ብተወሳኺ ግና ብፍቕሪ ምስ ትሰርሖ ኣዚኻ ንፉዕ ተዋሳኣይ ክትከውን ኣየጸግምን እዩ። ዋላ ናይ



ብሉጽ ተውህቦ ይሃልኻ፡ ጻዕርን ተገዳስነትን እንተ ዘይሓዊስካሉ ግና ትርጉም የብሉን። እቲ ወሳኒ ተውህቦን ጻዕርን ተገዳስነትን ምስ ዝወሃሃድ'ዩ።

**• ህቡባት ሰባት ብዙሕ ክሽገሩ ኣስተውዕል ኢና። ጥቕምን ጉድኣትን ህቡብነት ከመይ ምገለጽክዮ፤**

ቡቲ ጥቕሙ ክጅምረልካ፡ ህቡብ ምስ ትኸውን ኩሉ ሰብ እዩ ዝፈልጠካ። ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ድማ ማሕበራዊ ክብሪ ትረክብ፡ ብዓቢኡ ድማ ደገፍትኻ ብዙሕ ሞራላዊ ፍቕርዖም ይልገሱልካ እዮም። በዚ ተተባቢዕካ ድማ ዝያዳ ንኽትሰርሕ ሓይሊ ይኾነካ። እዚ ድማ ካብ'ቲ ዝዓበየ ጸጋ ናይ ህቡብነት እዩ። እቲ ጸገም ግና ኩሎም ዝዘበርካዮም ነገራት ተጠመትቲ እዮም። መምዘኒኻ ኮይኖም ድማ የሸገርኻ፡ ንኣብነት ናተይ ንውሰድ። ብዙሓት ሰባት ነታ ኣብ እስክሪን እትርኣ ዊንታን ኣዛ ሕጂ ቃለ መሕትት ትጉብረላ ዘለኻ ዊንታን ፈላልዮም ዘይርእይወን ኣለው። እዛ ቃለ መሕትት ትጉብር ዘላ ዊንታ ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት ቤታ ኣብ እስክሪን ንዘተዋህባ ገጸባህሪ ወኪላ ክትሰርሕ እትርኣ ዊንታ ትግምገም እያ። ሓቂ ንምዝራብ ኣዛ ቃለ መሕትት ትጉብረላ ዘለኻ ዊንታ ውሑዳት እዮም ዝፈልጥዋ።

**• ብጭቡጥ ንስኺ'ኸ ብናይ ህቡብነት ሕማም ተጸሊኺ ዲኺ፤**

ብዘረኸብክዮ ህቡብነት ትሰክርን ትሓምምን እንተኾንካ ባዕልኻ ኣንጻር'ቲ ዘህበበካ ሕብረተሰብ ትሰርሕ



ኣለኹ፡፡ ህቡብነትካ'ውን ብኡ መጠን ይዛሰስን ይጠፍእን እዩ፡፡ ንዓይ እዚ እዩ መረዳእታይ፡፡ ካብዚ ቀዲመ ክገልጸልካ ዝፈተንኩ፡ እታ ናይ እስክሪን ዊንታ ብጌጋ መረዳእታ ጽቡቐን ሕማቐን እምበር ትብሃል፡፡

**• ዝሰርሐ እዩ ዝሕመ ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ ማለት...**

ብርግጽ ኣሎ፡፡ ነዚ ኣበሃህላ ድማ ይሰማማዓሉ እየ፡፡ ሓደ ሓደ ግዜ ሕማቕ፡ ትሰርሕ ከም ዘለኻ ዘርኢ ምልክት እዩ፡፡ ሰባት ኣብ ልዕሊ ዝሞተ ከልቢ እምኒ ኣይሰንድዉን እዮም፡፡

**• ብዙሓት ሰባት ሓጋዚት፡ ጥዑም ባህሪ ትውንኒ ምኳንኪ ክዛረቡ ሰሚዐ'ለኹ፡፡ ኣብ`ዚ እንታይ ርእይቶ ኣለኪ፧**

መጀመርታ ኑዮም ብኸምዚ መልክዕ ዝገለጹኒ ክብረት ይሃበለይ ኩቦሎም እፈቶ፡፡ ካብ ንኡሰይ ኣነ ከምዚ እየ ኢለ ዘድንቐን ርእይቶ ዝሁቡኒ ሰባት ባዕሎም 'ተገለጹኒ 'ሓይሽ መሰለኒ፡፡

**• ኣብ ተዋስኦ ትላበስዮ ገጸ-ባህሪ፡ ኣብ'ቲ ሓቀኛ ህይወትኪ ጽልዋ ኣምጺኡልኪ`ዶ ይፈልጥ፧**

እወ ጽልዋ ኣለዎ፡፡ ኣቐዲመ`ውን ክትንክፈልካ ፈቲነ ነይረ፡፡ ገለ ገለ ሰባት ኑቲ ኣብ ተዋስኦ ተንጸባርቐ ባህርያት ከም ሓቀኛ ባህርኻ ገይሮም ብምቕጻር፡ ብኡኡ ዝፈርዱኻ ኣለዉ፡፡ እዚ ከምዚ ዓይነት ፍርዲ ብመሰረቱ ጌጋ እዩ፡፡ እቲ ጽቡቕ ነገሩ ግና ኑቲ ገጸባህሪ ክሳብ ክንደይ ከም ዝተላበስካዮ ዘርእየካ ሓደ ኣብነት ብምዃኑ ዘሐጉስ እዩ፡፡ ብዙሓት ሰባት ሰብ`ውን ኣለዉ፡ ኑቲ ገጸባህሪ ከም ዝተላበስካዮ ፈሊጦም ዘተባብዑኻ፡፡

**• ብተዋስኦ ክትብጽሕዮ እትደልዩ ደረጃ፧**

ኣነ ምስ ኑብሰይ ክውዳደር እዩ ደስ ዝብለኒ፡፡ በዚ ምኽንያት ኑብሰይ ኣብዚ ዘሎኖ ደረጃ ዓቢያ ክርእያ ክቱር ባህጊ እዩ ዘለኒ፡፡ ነዚ ባህጊ ክዉን ንምግባሩ ድማ እጽዕር ኣለኹ፡፡ ብዝይምስልካይ ድማ ናብ'ቲ ዝበረኸ ደረጃ ክበጽሕ ክጽዕር እየ፡፡

**• በሊ ናብ ዓለም ሞዴልን ዲዛይንን ንመለስ፡፡ ሓደ ሰብ ዲዛይን እንታይ ማለት እዩ እንተ ዝብለኪ ብኸመይ መረዳእክዮ፧**

ብዓቕማይ ክምልሰልካ ክፍትን፡፡ ንዓይ ከም ዝርደኣኒ፡ ፋሽን ዲዛይን ኣዝዩ ገፊሕ ዓውዲ እዩ፡፡ ብሓፈሻ ግና ሓደ ክፋል ናይ ስነ-ጥበብ (ኣርት) ኮይኑ፡ ሓሳብካን ስምዒትካን ኣብ ኣጭርቕቲ ብምንጽብራቕ ምዕሩግን ስሓብን ክዳን ከተዳሉ ከለኻ እዩ፡፡

**• ብመንገዲ ዲዛይን ዝተፈልየ መልእኽቲ ከተሕልፍ ትኽእል`ዶ፧ ወይ ስምዒታትካ ክትገልጽ ትኽእል`ዶ፧**

ብርግጽ እምበር፡፡ ዲዛይን ልክዕ ከምቶም ካልኦት ክፋላት ስነ-ጥበብ ስምዒታትካ ክትገልጸሉ ደስ ዝበለካ መልእኽቲ ከተመሓላልፈሉን እትኽእል ዓውዲ እዩ፡፡ ንኣብነት ኣነ ኤርትራዊት ምዃነይ መልእኽቲ ከሕልፍ እንተ ደልየ፡ ንኤርትራዊ ባህልታት ዝውክሉ ዲዛይናት ብምድላው ሓንቲ ቃል ከየምሎቕኩ ዘድልየኒ መልእኽቲ ከሕልፍ ኣየጸግመንን እዩ፡፡



**• ኣብ ዓለም ዲዛይን ዘጋጠመኪ ፍሉይ ኣጋጣሚ እንተ`ሎ፧**

ክሳብ ሕጂ እኮ ፍሉይ ነገር ኣጋጢሙኒ ኣይፈልጥን እዩ፡፡

**• ዲዛይን ምግባር መዓስን ብኸመይ ኢኺ ጀሚርክዮ፧**

ቁልዓ ከለኹ ዝጻወተለን ዝነበርኩ ባምቡላታት ባዕለይ እየ ክዳን ዝሰፍየለን ነይረ፡፡ በቲ ሸዑ ግዜ ዲዛይን እንታይ ምዃኑ ኣፍልጦ ኣይነበረንን፡፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ክሓስቦ ከለኹ፡ ዲዛይን ምግባር ካብኡ ዝቐለ ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ፡፡ ምስ ዓበኹ ድማ ብዝተኻእለኒ መጠን ኣብ ኑብሰይ ከተግብሮ እፍትን ነይረ እየ፡፡ ብዚያዳን ኣበርቲዐ ክሰርሓሉ ዝጀመርኩሉ ግዜ ግና ድሕሪ`ታ ናይ መጀመርታ ኣብ ፋሽን ሸው ዝተሳተፍኩላ ዕለት እዩ ዝጀምር፡፡

**• ኑዮም ኣብ ዝተፈላለዩ ፋሽን ሸዋት ከም ሞዴል ኰንኪ ዝተሳተፍክዮም መደባት ኣብ ዝተፈላለዩ ቅድሚ ሕጂ ዝነበርክዮም ቃለ መሕትታት ገሊጽክዮም ስለ ዝኾንኪ ሕጂ ኣድህቦና ናብ`ቲ ዲዛይን ናይ ምግባር ዓቕምኺ ኢና ከተኩር፡፡ ጥቕምን ረብሓታትን ናይ ዲዛይን ከመይ ትገልጽዮም፧**

ሓደ ካብ'ቲ ዓቢ ጥቕሚ ናይ ዲዛይን፡ ዝሰራሕካዮ ስራሕ ኣብ መፈጸምትኡ በጺሑ ክትርኢ ከለኻ እዩ፡፡ ናይ ብሓቂ ኣዚኻ ኢኻ ትሕጎስ፡፡ ካብኡ ሓሊፉ ግና ብዙሕ ረብሓሉ እየ ክብል ኣይደፍርን እየ፡፡ ምኽንያቱ ዝሓተካ ዋጋን ገንዘብን ኣዝዩ ከቢድ ስለ ዝኾነ፡፡

**• ዘለዎ ብደሆታት፧**

ኣዝዩ ብዙሕ እዩ፡፡ ብሞያ ዲዛይን ኣዝዩ ብዙሕ ክትገብሮ ትደልዮ ነገር

ይመጽካ እዩ፡፡ ግና ብዙሓት ነገራት ስለ ዝሓጸሩኻ ከይገበርካዮ ትተርፍ፡፡ ናይ ኣጫርቅ ሕጽረት፡ ናይ ገንዘብ ጸገማትን ካልኦትን ድማ ዓብይቲ ብድሆታት ናይቲ ሞያ ኮይኖም ይሰምዑኒ፡፡ ግና ቡቲ ዘለካ ክትሰርሕ ምብጋስ ተባላሓቲ እዩ ዝጉብረኒ፡፡

**• ምስ'ዚ ሞያ ዝተኣሳሰሩ ስልጠናታት ወይ ትምህርታት ወሲድኪ ትፈልጢ`ዶ፧**

ኣብ 2012 ብሄለን ዝተባህለት ካብ ዓዲ ጥልያን ዝመጸት ዲዛይነር ናይ ሽዱሽተ ወርሒ ስልጠና ወሲደ ነይረ፡፡ ብድሕሪኡ ድማ ኣብ ዝተፈላለዩ ብርክት ዝበሉ፡ ካብ ወጻኢ ሃገር መጺኦም ኣብ ሃገርና ኣብ ዝሃብዎ ስልጠናታት ተሳቲፈ ኣለኹ፡፡ ከም ልምዲ`ውን ምስ`ዚ ሞያ ዝተኣሳሰሩ ፊልምታትን ጽሑፋትን ብብዝሒ እከታተል እየ፡፡

**• ተድንቕዮም ናይ ዓለምና ዲዛይነራት፧**

ብናይ ሃገርና`ዶ ክጅምር፧ ናይ ሃገርና ዲዛይነራት ኣዝዩ እየ ዘድንቖም፡፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ምስ ብዙሓት ዲዛይነራት ሰሪሐ ኣለኹ፡፡ ናይ ብሓቂ ድማ ጸለውትን ምቅሉላትን እዮም፡፡ ብዓለም ደረጃ ክዛረብ እንተ ኾይነ ግና ንሁብቡቲ ፈረንሳዊት ጋብሪኤላ ቦንሄር (Gabriella Bonhear Coco Chanel) እትብሃል ዲዛይነር እየ ዘድንቕ፡፡ እዛ ብህይወት ዘየላ ሓያል ዲዛይነር፡ ካብ'ቶም ኣብ ዓለም ዲዛይን ልዑል ለውጢ ከም ዘምጽአት ዝእመነላ ዲዛይነር እያ፡፡

**• ኣብ ዓለም ዲዛይንን ሞዴልን ዝተሓንጸጸላ ወይ ዝሓረቕካላ ዕለት፧**

ካብ ዝገርመካ ፈታዊት ጸቡቕ ድኣ ከይትብለኒ እምበር፡ ብፍሉይ ዝተሓንሰከላ ዕለት እየ ዝዝክር፡፡

**• በሊ እታ ዕለት መዓስ እያ ነይራ የዕልልና፡፡**

እታ ዕለት፡ እታ ብ `ዊንታ ሸው` ኢለ ዝሰመኹዋ ናይ ዲዛይን ስርሓተይ ናብ ህዝቢ ዘቕረብኩላ መዓልቲ እያ ነይራ፡፡ እታ ዕለት 22 ታሕሳስ 2018 እያ ነይራ፡፡ ኣብታ ዕለት ካብ ግምተይ ወጻኢ ዝኾነ ብዝሒ ህዝቢ እዩ ኣብቲ ስነስርዓት ተረኺቡ፡፡ ብርክት ዝበሉ ስነጥበበኛታት፡ ዕዱማት ኣጋይሽ ኮታ ኣዝዮም ብዙሓት ሰባት እዮም ኣብቲ ምርኢት ተሳቲፎም፡፡ ኣቲ ዝሰበረ ህሞትን ናይ ሓጎስ ስምዒተይ ሕጂ ክገልጾ ቁሩብ የጸግመኒ እዩ፡፡ በዚ ኣጋጣሚ ድማ ኣቶም ኣብታ ዕለት ኣማዕሪጎምኒ ዝወዓሉ ስነጥበባውያን መሳርሕተይ፡ ደገፍተይ፡ ፈተውተይን ካልኦትን ካብ ልቢ የመስግኖም፡፡

**• ናትካ ሸው ከተዳሉ እንታይ ጸዕርታት እዩ ዝሓተተ፧**

ብዓቕመይ ክምልሰልካ ክፍትን፡፡ ቅድም ቀዳድም ናይ ከምኡ ሓሳብ ክህልወካ ኣለዎ፡፡ ቀጺልካ ኣቲ ዘጠንሰኻዮ ሓሳብ ግዜ ብምሃብ ትርእዮን ትኽልሶን፡፡ ድሓር ምብጋስን ናይ ገንዘብ ቀረብትን እዩ ዘድልየካ፡፡ እቲ ዝዓበየ ግና ተበግሶ ምውሳድ'ዩ፡፡ ከይተበገስካ ዝኾነ ነገር ስለዘየለ፡፡



**• ኣብ ተንቀሳቓሲ ስእሊ (ቪድዮ ክሊፓት) ምስ ዲዛይን ዝተኣሳሰሩ ዘሰላሰልክዮም ንጥፈታት፧**

ሙብዝሕትኡ ግዜ ኣብ'ቶም ኣነ ዝሰራሕክወን ቪድዮ ክሊፓት ዝወደዮ ክዳውንቲ ባዕለይ ዘዳለኽዎ እዩ፡፡ ንዝተፈላለዩ ደረፍቲ'ውን ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ባዕለይ ዲዛይን ዝገበርኩሎም ኣለዉ፡፡

**• ኣብ "ዊንታ ሸው" ብዙሓት ሞዴላት ደቂ ኣንስትዮ ርእየ ኣለኹ፡፡ እዘን ሞዴላት ብኸመይ ኢኺ መሪጽክየን፧**

እወ ሓቅኻ ኣለኻ፡፡ ኣብ'ታ ብውልቀይ ዘዳለኽዋ ምርኢት ቅዲ ክዳን ብዙሓት ሞዴላት ኣሳቲፈ ኣለኹ፡፡ ቀዳማይ ነገር ምስ'ዘን ኣብቲ ምርኢት ዝረኣኻየን ሞዴላት ነዊሕ ዓመታት ብሓንሳብ ሰሪሕና ኢና፡፡ ብዝተወሳኺ'ውን ልዑል ተመኩሮ ዘለወን ብሉጻት ሞዴላት እየን፡፡ ነዚኣን መምረጽየይ ምኽንያት ክዛረብ እንተ ኮይነ ድማ፡ ሓንቲ ክዳን ዲዛይን ክትጉብር ከለኻ ነታ ክዳን መን ዝያዳ ከም ዝገልሓ ይረደኣካ እዩ፡፡ በዚ ኣጋጣሚ ኣብቲ ዘዳለኽዎ ሸው ኣማዕሪገናኒ ዝወዓላ ካብ ልቢ ኣመስግነን፡፡

**• ካብ ተዋስኣን ዓውዲ ፋሽን ሸውን ሓዲኡ ምረጺ እንተ ትበሃሊ፧**

እውይ ኣታ እንታይ ገበርኩኻ ወደይ፡፡ በቃ ምስ ስርሓይ ከተባእሰኒ ደሊኻ!?

**• ኣጆኺ ኣፍ ኣውጺኡ ኣይከሰክን እዩ፡፡ ንሓዲኦም ክትቀትልዮ ፍቓድ ሂበኪ ኣለኹ፡፡**

እዋእ ኣነ ክውሰኸሎም እናበልኩሉ፡ ንሰኻ ድማ ሓንቲ ከተጉድል፡፡

**• ድሓን በሊ ገዲፈዮ 'ለኹ፡፡ ካልእና ነዕልል፡፡ ተዋስኣን ሞዴልን ካብ ገጽ ዓለም እንተዝሕከኹ፡**



**ናብራኺ ብምንታይ ምመራሕክ፤**

(ሰሓቕ)። እዋእ...! ካብ ቀዳማይካ ዳሕራይካ ይገድድ።

- **ኢሂ በርቲዓትኪ ድያ፤**

ኣዘዩ። ፍጹም ክሸውን ዘይብሉ ነገር እዩ።

- **መልስለይ ድኣ፤**

ሓቂ ንምዝራብ፡ ሓሰበሉ'ውን ኣይፈልጥን እየ።

- **ሰለስተ ካብ ባህ ዝበሉኺ ባህርያት ሰባት፤**

ሓቀኛ፡ ፈቃር፡ ንኡብሱ መሰሉ ዘኽብድ ሰብ።

- **ካብ ዝጽልኡኺ ባህርያት ከ፤**

ሓሳዊ፡ ሓማዪ፡ ቀናእ! ሓንቲ ክወሰኸልካ - ሓሳድ ከኣ።

- **በሊ ከተማስየሊ ዕድል ክሀበኪ፤**

ኣነ ዕድለኛ እየ። ብልክዕ ሞያይ ዝርድኡለይ ማዕረይ ኮቲ ሞያይ ዘፍቅርዎ ሰድራ ኣለዉኒ። ወለደይ፡ ኣብ ውሽጥን ደገን ዝርከቡ ኣሕዋተይ ኩሉ ግዜ ኣብ ጎደይ ምስ ኮኑ እዮም። ብፖንዘብ፡ ብሞራል፡ ብሓሳብ ወትሩ ሓገዞም ምስ ኣበርክቱለይ እዮም። በዚ ኣጋጣሚ ድማ ነዞም ክቡራት ሰድራይ ከማስየግን እፈቱ። ኩሎም ናይ ጥቡብ መስርሕተይን ደገፍተይን ድማ ኣመስግኖም። ብዓቢኡ ድማ ንኹሉ ህዝቢ ኤርትራ። ንመጽሔት መንእሰይ ከኣ`ባ።

## ርእይቶ ስነ-ጥበበኛታት ብዛዕባ ዊንታ ገረዝጊሄር

***ደራሲን ጋዜጠኛን ደበሳይ ወልዱ***

ምስ ዊንታ ኣብ ብዙሕ ስነ-ጥበባዊ ስርሓት ተራኺብና ኣለና። ኣብ ስራሓ ድማ ዕትብትን ሞያዊ ፍቕሪ ዘለዋን ኮይና እየ ረኺበያ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ዲስፕሊና። እዚ ናይ ሎሚ ሸው ድማ ንዊንታ ብብዙሕ ሸነኻቱ እዩ ዝገልጻ - ንህርኩትነታ፡ ዘይሕለል ጻዕራ፡ ተወፋይነታ ዝገልጽ ኮይኑ እየ ረኺበዮ።

***ደራሲት፡ ኣላይትን ተዋሳኢትን ወይኒ ተወልደ***

ዊንታ ካብ'ተን ብስነ ስርዓታ ዝፈለጥኩዋ ሓንቲ እያ። ስነ-ጥበብ ብስነስርዓት ክትሰርሖን ክትከዶን ዘለካ ዓውዲ እዩ። ዊንታ ድማ ስነ-ጥበባዊ ስርሓታ ብልዑል ዲስፕሊን እትሰርሕ ስነ-ጥበበኛ እያ።

***ደራሲትን ኣላይትን ሰላም ኀይትኦም (ሻሎም)***

ዊንታ ከም ኣርቲስት ልዑል ናይ ግዜ ኣኽብሮትን ዲሲፕሊንን ዘለዋ ተዋሳኢት እያ። ብሓፈሻ ዊንታ ኣብ ምእላይ ብዙሕ ዘይተጸግመካ ሃብሮም ተዋሳኢት እያ።

***ድምጻዊት ሰምሃር የውሃንስ***

ዊንታ ጥቡብ እያ። እዚ ማለት ዊንታ ኣብ ተዋስኦ ዓቕሚ ኣለዋ፡ ክዳን ዲዛይን ትገብር፡ በዚ ድማ ናታ ሸው ተዳሉ ብዓቢኡ ድማ ሞዴል እያ።

***ድምጻዊ ሳሚኤል ዘርእዝጊ (ኤሳው)***

ዊንታ ተውህቦ ዘለዋ ስነ-ጥበበኛ ኮይና፡ ኑቲ ተውህቦኣ ድማ ሓያል ጻዕሪ ወሲኻ ኣብ ሓደ ደረጃ ክትበጽሕ ትቃለስ ዘላ መንእሰይ ኮይና ትስመዓኒ።

### ካብ ቃላት ስነ-ጥበበኛ ዊንታ ገረዝጊሄር ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት

= ኩሉ ግዜ ኣብ ስራሕ ንፋዕ መሳርሕቲ እንተ ልዩካ ትነፍዕ፡ ሕማቕ መሳርሕቲ እንተልዩካ ድማ ሕመቑ ይጸልወካ እዩ። ብሓፈሻ ኣብ ስራሕ ምስ ንፋዓት 'ተሰሪሕካ ኢኻ ዚያዳ ትነፍዕ።

= ፊልም ክትሰርሕ ከለኻ፡ መጀመርታ ኣብ ውሽጥኻ ክኣቱ ኣለዎ። ሸዑ ድማ ኢኻ፡ ብዘበለጸን ዝጸፈፈን ኣገባብ ከተንጸባርቆ እትኽእል።

= ብዙሕ እዋን ሰባት ብዛዕባ ዘዘውትሮም ስቑሬናት እንታይ ትርጉም ከም ዘለዎ ይሓቱኒ እዮም። ኩሉ ሰብ ባህጊ ኣለዎ። ኣነ'ውን ከም ሰበይ ባህጊ ኣለኒ። እዞም ዘዘውትሮም ሰቕሬናት ድማ ደስ ስለ ዝብሉኒ እየ ዝወድዮም እምበር ዝተፈልየ ትርጉም ስለ ዘለዎም ኣይኮኑን። ንሱብ ደጋዊ ትርኢቱ ንውሻጣዊ ሓይሉን ጸግኡን ከምዘይትንክፎ እዩ ዝርድኣኒ።

## ስፖርት

ሳምሶን ሃይለ

# ተክኒካውን ታክቲካውን ብቕዓት ሬድሲ ካመልስ ኣብ ሴካፋ

## “ኤርትራ ንኬንያ ክትስዕራ ምኽና ቅድሚ ግጥም ንተጻወትተይ ነጊረዮም ነይረ’የ” ኣሰልጣኒ ዩጋንዳ




ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ትሕቲ 20 ዓመት ኣብ ወርሒ ጥቅምቲ 2019 ኣብ ዩጋንዳ ኣብ ዝተኻየደ ሻምፕዮን ማእከላይን ምብራቕን ኣፍሪቃ (ሴካፋ) ዘርኣየቶ ብቕዓትን ሹቶ ናይ ምምዝጋብ ክእለትን ኣድናቖት ኣትሪፉ እዩ። ብዙሓት ኣብቲ ውድድር ዝተኻፈሉ ተጻወትቲ ኩዕሶ እግሪ ኣሰልጠንቶምን ኣካየድቲ ሴካፋን ከኣ ዘይሃስስ ዝኽሪ ከምዝሓደገሎም ብብእዋኑ ደጠቕሰዎ ኣለዉ። ድሕሪ 2012 ንፈለማ እዋን ኣብ ሻምፕዮን ሴካፋ ዝተሳተፈት ኤርትራ ትሕቲ 20 ዓመት፣ ኣብዘን ቀዳሞት ኣርባዕተ ጸወታታት 17 ሹቶታት ምስ ኣመዝገበት ኣብ ግዜኡ ኣዛራቢ ነይሩ። እዚ ወጽኢት’ዚ ብዘምጋም ክርአ እንከሎ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ግጥም ልዕሊ ኣርባዕተ ሹቶታት ኣመዝጊባ ማለት እዩ። ኣውራ ኣብ ርብዒ ፍጻመ ንዛንዚባር 5-0 ምስ ኣፋነወታ ኣቓልቦ ማሕበረሰብ ሴካፋ ክትሰልብ በቒዓ እያ። ኣብቲ ውድድር ዛንዚባር ንሃገራዊት ጋንታ ኢትዮጵያ ትሕቲ 20 ዓመት ስዒራ ናብ ግጥማት ኣውዲቕካ ምሕላፍ ሰጊራ ብምንባራ፣ ብኤርትራ ይኹን ብኻልእ ሃገራዊት ጋንታ ብኸንደዚ ዝኾነ ሰፊሕ ወጽኢት ክትሰዓር ዝተጸበየ ውሑድ እዩ ነይሩ። ሬድሲ ካመልስ እምብኣር ብኸንደዚ ዝኾነ ወጽኢት ኣይኹን’ምበር ተክኒካውን ታክቲካውን ብስለትን ሹቶ ናይ ምምዝጋብ ድንቂ ዝኾነ ጥበብን ከምዝለዎ ኣብ ናይ ምድብ ጸወታታት ብዙብሪ ስለዘርኣየት ዋንጫ ናይ ምዕታር ዓቕሚ ከምዝለዎ ብብዙሓት ተኣሚኑላ እዩ።

ብዘኾነ ኣብቲ ናይ ትሕቲ 20 ዓመት ውድድር፣ ሬድሲ ካመልስ ኣብ ፍርቂ ፍጻመ ኣንጻር ሃራምበ ስታርስ (ኬንያ) ገጢሙ ኣብ መበል 80 ደቒቕ ብዝተመዝገበት እኹል ሹቶ ናብ ግጥም ንዋንጫ ካብ ምሕላፍ’ኳ እንተተዓግተት፣ ንደረጃ ኣብ ዝተኻየደ ግጥም ንሱዳን 1-0 ስዒራ ሳልሰይቲ ኮይና መዳልያ ክትሽለም በቒዓ እያ።

ድሕሪ ክልተ ወርሒ ናይዚ እምብኣር እያ ዓባይ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣብ ተመሳሳሊ ውድድር ተፈራሒት ኮይና ክትቀርብ ዝበቕዐት። ኣሰልጣኒ ሃገራዊት ሬድሲ ካመልስ ኣቶ ኣለምሰገድ ኤፍሬምን ኣማኻሪኡ - ዳይረክተር ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣቶ ዳኒኤል የውሃንስን ኣብ ትሕቲ 20 ዓመት ንኤርትራ ኣብ ዝበረኸ ክብታ ከቐመጥዋ ንዝበቕዑ ዝበዝሑ መንእሰያት ሒዞም እዮም ናብ ዩጋንዳ ዝምርሑ። ገለ 5-6 ካብ ነባራት ኣባላት ዓባይ ሃገራዊት ጋንታ ወሲኽም ድማ ሜዳ ወሪዶም።

ኤርትራ ፈለማ ኣንጻር ሃገራዊት ጋንታ ብሩንዲ እያ ገጢማ። ብሩንዲ ኣብ ዞባ ማእከላይን ምብራቕን ኣፍሪቃ ምቕሉል ወጽኢት ከተምጽእ ዝጸንሐት ሃገር ትኹን’ምበር ብኤርትራ ብጸወታን ወጽኢትን ክትዕብለል እያ ተራእያ። ተጻወትቲ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣብ ከባቢ ልዳት ጋንታኦም ዝጀምሩዋ ኩዕሶ ብሓጺርን ነዊሕን እናተቐባበሉን ብሱል ቴክኒካውን ታክቲካውን ብቕዓት እናርኣዩን ኣብ ውሽጢ ካልኢታት ከባቢ ልዳት ኣንጻር ጋንታ ክበጽሑ ይእግዞም ኣይነበረን። ከምዚ ዓይነት ብስለት ተጠቒሞም ንብሩንዲ 1-0 ብምስዓር ድማ ናብ ዝቕጽል ዙርያ ንናይ ምሕላፍ ተኽእሎኦም ባይታ ኣንጸፉ።

ኤርትራ ኣብ ካልኣይ ናይ ምድብ ጸወታኣ ብኣኣንጋዲት ዩጋንዳ (ዘ ክሬንስ) 2-0 እኳ እንተተሳዕረት ድሕሪኡ ንጂቡቲ 3-0 ስለዘረትዓታ ናብ ፍርቂ ፍጻመ ናይ ምስጋር ዕድላ ዳርጋ ኣረጋገጸቶ’ያ። ኣንጻር’ታ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ብቕዓታ እናመሓየሸት ክትመጽእ ዝጸንሐትን ሓደ

እዋን ተዓዋታኒቲት ሴካፋ ክትከውን ዝጸቐዐትን ሃገራዊት ጋንታ ሶማል ገጢማ እንተተዓዊታ ወይ’ውን ማዕረ እንተተፈላልያ ካልኣይቲ ኮይና ምሕላፋ ተረጋጊጹ ብምንባሩ ከኣ ተጠንቂቓ ተጻዊታ፣ 0-0 ብምፍልላይ ኣብ ፍርቂ ፍጻመ በጺሓ ኣንጻር ኬንያ ተመደበት። ኤርትራ ክልተ ወርሒ ኣብ ዘይመልእ ግዜ እያ ምስ ኬንያ ንኻልኣይ ግዜኣ ኣብ ፍርቂ ፍጻመ ትራኸብ ዘሎ።

ሃገራዊት ጋንታ ኬንያ (ሃራምባ ስታርስ) ኣብ ዝሓለፈ ካልኣይ ምድብ ንታንዛንያ በሊጻ እያ ቀዳመይቲ ኮይና ናብ ፍርቂ ፍጻመ ዝሰገረት። ኣብ ርእሲኡ ኣብ 2017 ሻምፕዮን ብምዃን ኑታ ዋንጫ ዳምጋይ ኣብ ከቡሓ ከተትርፋ ህንጡይነት ስለዝነበራ ከም’ኡ’ውን ኣብ ኩሶ ብዘለዋ ዕዙዝ ድሕረባይታ ኣብ ዝላሸ ደረጃ ትርከብ ሃገር ብምዃናን ኣብ ፍርቂ ፍጻመ ተዓዊታ ንዋንጫ ክትበጽሕ ዝለዓለ ግምት ተዋሂብዋ ነይሩ እዩ። ንተጻወትታን ኣኻየድታን’ውን ተመሳሳሊ መረዳእታ እዩ ነይሩዎም። ኣሰልጣኒ ሃገራዊት ጋንታ ኬንያ ፍራንሲስ ኪማንዚ ቅድሚ ጸወታ ንማዕከናት ዜና ኣብ ዝሃቦ ቃል፡ ኤርትራ ዝሓደ ጸወታን ወጽኢትን ከተርኢ ከምዝጸንሐት እኳ እንተጠቐሰ፡ ኬንያ ግን ንኤርትራ ከም ስዒራት ከምዝይትርኢያን ብቖለሉ ስዒራ ድማ ጠመተኣ ናብታ ኣኣንጋዲትን ዝበዝሐ ዋናጩ ሴካፋ ዓቲራ እትርከብን ዩጋንዳ ከምዝገበረን ገሊጹ ነይሩ።

ኣሰልጣኒ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣለምሰገድ ኤፍሬም ብወገኑ፡ ኬንያ ሻምፕዮን ሴካፋ ብምዃና ተፈራሒት ጋንታ ከምዝገበረትን ተጻወትቲ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ግን ብዘለዎም ሞራልን ኒሕን ክስዕርዋ ምሉእ ኣእምሮኣውን ኣካላውን ምድላዋት ገይሮም ከምዝለዉን ሓቢሩ። ሓያሎ ተንተንቲ ኩዕሶ እግሪ እዚ ዞባውን ኤርትራ ኣብ በኹሪ ሱታፌኣ ተወዳዳርነት ከተርኢ ጀሚራ ከምዝላ ብምጥቃስ፡ ኣብዚ ኣንጻር ኬንያ እተካይዶ ውድድር ግን ክብደሃ ከምዝገፍእል እዮም ተነብዮም።

ግጥም ፍርቂ ፍጻመ ኤርትራን ኬንያን ኣብ ስታር ታይም ስታድዩም ዝተባህለ ኣብ ከተማ ካምፓላ ዝርከብ ሜዳ ተኻየደ። ብቐንያቱ መስተንክራዊ ደገፍን ሃገራዊ ፍቕርን ከርእዩ ዝቐጽዩ ኣብ ዩጋንዳ ዝነብሩ ኤርትራውያን ጣንዴራ ሃገሮም እናንበልበሉን ብሕብሪ ጣንዴራና ዝሕጸ ጽላልን ካልእን ሒዞምን ካብ ጸወታ ቅድሚ ምጅማሩ ኣትሒዞም ንሃገራዊት ጋንታኦም ከተባብዕዋ ወዲሎም።

ተጻወትቲ ሃራምባ ስታርስ ቆማታትን ተረርትን እዮም። ኤርትራውያን መኹኣም ድማ ብዕድመ ዝሓሰሩን ብዙሞጊዲ ድቓቕ ዝበሉን ብምዃኖም ኩዕሶ ብሓጺርን ቅልጡፍን ምቅባል ካብ እግሮም ከምዝይትለቅቕ ገይሮም ክዕወቱ ነይሩ ብኣሰልጣኒኦም ዝተዋህቦም መምርሒ። ተጻወትቲ ሬድስ ካመልስ ዝተባህሉዎን ኣብ ልምምድ ክሰርሑሉ ዝቐጸዩን ስልቲ ክደግሙዎ ኣይተኣገሙን። ሓላው ልዳት እንተሒዝዋ ኣብ ጥቓኡ ንዘሎ ተጻዋታይ የቕብሎ፣ ንሱ ናብ ናይ ወሰን ተኸላኸልቲ ወይ ኣከፋፈልቲ፡ ካብኡ ናብ ኣጥቃዕቲ እናተወሃሃቡ ንኬንያውያን ኩዕሶ ክሕዝዋ ኣይፈቐዱሎምን። ኣብ ቀዳማይ እብረ ሮቤል ብጺጋማይ ሸነኽ ንዘወሰዳ ኩዕሶ፡ ብመንጎ ክልተ ተጻወትቲ ኬንያ ብዘደንቕ ክእለት ሓሊፉ ንሹቶ ዝፈተኖ ኣፍልቢ ኬንያዊ ሓላውልዳት ሃረማ ዝተመልሰት ምስ ዝኸኣለ ዝበረ ኬንያዊ ተሳቲማ ሰኪዔት ተንኪፋ። ኤርትራ 1-0 መሪሓ።

ሓላው ልዳት ካብ ቦታኡ ወጺኡ ከምዝበረ ዘስተውዓለ ኣቤል ሰለሙን (ከሎ) ካብ ከባቢ ፍርቂ ሜዳ (47.1 ሜትሮ) ርሒቑ ዝቐልዓ ኩዕሶ ብላዕሊ ላዕሊ ክትምዝገብ ዝተጸበየ ሰብ ክንደየናይ ከይኑበር! ግን ብተኣምር ተመዝጊባ፡ ንተዓዘብቲ ኣገሪሙ፡ ንተጻወትቲ ሃገራዊት ጋንታ ኬንያ ድማ ኣደንዚዛ!! ጋዜጠኛታት ሓያሎ ማዕከናት ዜና’ውን ምስ ብዙሓት ኣብ ኤውሮጳ ዝምዝገባ ሹቶታት እናወዳደሩ ጽሒፎማላ እዮም።

ተጻወትቲ ኬንያ ንዘኣተዋኦም ሹቶታት ክምልሱ ተንቀሳቐሱ። ካልኣይ እብረ ነዊሕ ከይቀጸለ ድማ እቲ ናብ ገዛእ ጋንታኡ ሹቶ ዘእተወ ኬንያዊ ንጋንታኡ ተሰፋ ዝሃበት ሹቶ ኣመዝገበ። እንተኾነ ሬድሲ ካመልስ ኩዕሶ ዳምጋይ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽራ ብምምላስ ብሮቤል ኪዳን ሚካኤል ሃብተን ኣከታቲላ ክልተ ሹቶታት ብምምዝጋብ ኣብ ልዕሊ’ታ ሻምፕዮን ሴካፋ ዝኾነት ሃራምባ ስታርስ 4-1 ተዓዊታ ንፍጻመ ሓሊፋ።

እዚ ወጽኢት’ዚ እምበኣር እዩ ንዩጋንዳውያን፡ ኬንያውያንን ካልኦትን ኣዘራቢ ኮይኑ ዝቐጸለ። ሬድሲ ካመልስ መትሓዚ ተሳኢኑዋ።



ኣሰልጣኒ ሃገራዊት ጋንታ ዩጋንዳ ኣየርላንዳዊ ሚስተር ጆናታን ማክሲንስትሪ ግን ኤርትራ ንኬንያ ክትስዕራ ምዃና እምነት ከምዝነበሮ’ዩ ምስ “ጎል ዶት ኮም” ዝተባህለ ህቡብ መርበብ ሓበሬታ ኣብ ዘየደ ቃለ መጠይቕ ዝገለጸ። “ኣነ ግጥም ፍርቂ ፍጻመ ቅድሚ ምኻዱ ኤርትራ ንኬንያ ክትስዕራ ምዃና ንተጻወትተይ ሓቢረዮም ነይረ እየ። ምኽንያቱ ተጻወትቲ ኤርትራ መንእሰያት ክነሶም፡ ኩዕሶ ብዘዮዮዒ ዝመልከ፥ ወሁድ ሓባራዊ ጸወታ ዘዘውትሩ ከም’ኡ’ውን ኩዕሶ ብሓጺር እናተቐባበሉ ኣብ ፍርቂ ሜዳ ኣንጻር ጋንታኦም ምጽዋት ዘዘውትሩ (press high ዝጉበሩ) ብምዃኖም እቶም ጉልቡታት ተጻወትቲ ኬንያ ኪቈጻጸሩዎም ከጸግሞም እዩ” ብምባል ኣብነታት እናሰለየ ገሊጹ።

ኣብ ተመሳሳሊ ግጥም ዩጋንዳ ንታንዛንያ 1-0



ኮኾብ ሴካፋ ሮቤል ተኽለሚካኤል

ስዒራ ናብ ፍጻመ በጺሓት። ኣሰልጣኒ ዘክሬይንስ ማክሴስትሪ "ንኤርትራ ክትስዕሩዋ ዲኹም" ተባሂሉ ኣብ ዝተሓተተሉ እዋን፥ "ክስዕራ ኣይንኽእልን፥ ኤርትራ ብዘለዋ ድንቂ ክእለት ክትጎኣደን ክትክበርን ዝግብኣ ምኻኑ ክዘንግዕ ኣይግባእን" ክብል እዩ መሊሱ። ኣሰዒቡ "ዝ ኩዕሶ ካብ እግሪ ዘይትለቅ ኤርትራ ክንስዕራ እንተኾይንና ኩልና ተጻወትትን ኣሰልጠንትን ዝለዓለ ስልእምሮኣውን ኣካላውን ቃልቲኣውን ምድላዋት ክህልወና ኣለና። እንተዘይኮይኑ ግን ዕጫ ኬንያ ክጸንሓና ይኽእል እዩ" ክብል ኣጠንቂቑ ነይሩ።

ብዘኾነ ኤርትራ ኣንጻር'ታ ኣብ ዋንጫ ኣፍሪቃ 2019 ብምክፋል ብቕዓታ ዘመስከረት፡ ኣብ ሴካፋ ዝበዝሐ ዋናጩ ብምዕታር ክብረወሰን ዝሓዘት፡ ብምኩር ብሪጣንያዊ ኣሰልጣኒ እትእለ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ኣብ ሜዳኣን ኣብ ቅድሚ ደገፍታን ዝጠመት ዩጋንዳ ክትጻወት ሜዳ ቀሪባ። ኣብቲ ናይ ፍጻመ ውድድር ዩጋንዳ ብኹሉ መዳይ ዓብላሊት ኮይና ብምቕራብ ድማ 3-0 ተዓዊታ ዋንጫ ሰፍሲፋ። ብዘወሳኺ ዘ ክሬይንስ ኣብ ሜዳኣ ኣብ ዘቖደቶ ናይ ፍጻመ ግጥማት ኣብ ኩሉ ተዓዊታ ዋንጫ ወሲዳ'ያ። ንፈለማ ግዜኣ ንዋንጫ ዝበጽሐት ኤርትራ ከኣ ብሩር መዳልያ ኣብ ክሳዳ ኣጥሊቓ። ብዘወሳኺ ኣከፋፋሊ ሬድሲ ካመልስ ሮቤል ተኽለሚካኤል ንበምሉኡም ተጻወትቲ ማእከላይን ምብራቕን ኣፍሪቃ በሊጹ ኮኾብ ሴካፋ ኮይኑ ተሸሊሙ።

# ካብ ተረካብ ዘረባታት

# ጆዘ ሞሪኖ

ፖርቱጋላዊ ኣሰልጣኒ ጆዘ ሞሪኖ ሓደ ካብ ብሉጻት ኣሰልጠንቲ ዓለም ተባሂሉ እዩ ዝግለጽ። ሞሪኖ ኣሰልጢኑዋ ዋንጫ ዝለዓለ ሊግ ዘየዕተራ ጋንታ ማንቸስተር ዩናይትድ ጥራይ እያ። እንተኾነ መምለስ እግሪ ዋንጫ ዌፋ ካብ ኣብ ኩቡላ ኩተቓምጣ ኣብቂዑዋ እዩ። ንሪያልማድሪድ፡ ቸልሲ፡ ኢንተርሚላን፡ ፖርቶ ወዘተ ግን ንኹለን ኣብ ሃገረን ናይ ዝኻየድ ዝለዓለ ተደላይነት ዘለዎ ዋንጫ ከጨብጠን ክኢሉ እዩ። ሎሚ ድማ ንቶቶንሃም ንዓመት ብ15 ሚልዮን ፓውንድ እናተኸፍሉ የሰልጥና ኣሎ።

እዚ ንኡብሱ "እቲ ፍሉይ ሰብ" ኢሉ ዝገልጻ ጆዘ ሞሪኖ ተረኳብ ዘረባ ብምድርባይ'ውን ኣቓልቦ ማዕከናት ዜና ስለዝስሕብ፡ ብበዙሓት ጋንታታትን ሊጋትን ይህደን እዩ። ገለ ካብቲ ወሰ ዙብሎ ተረኳብ ዘረባታት ናጥኹም ከነብሎ።

ጆዘ ሞሪኖ ኣሰልጣኒ ቸልሲ፡ ስጳኛዊ ራፋኤል በኒተዝ ድማ ንሊቨርፑል ሒዞም ኣብ ፕረሚየር ሊግ እንግሊዝ ኣብ ዘሰልጥኑሉ ዝነበሩ እዋን ንሓድሕዶም ይጸራረፉን ይሸማጠጡን ነይሮም እዮም። ዋላ'ውን ክልቲኦም ናብ ካልኦት ሃገራት ምስ ገዓዙ ብዙሕ እዋን ይዘላለፉ እዮም። እዚ ቁይቀ'ዚ ናብ ኣንስቶም ከይተረረፈ ልሒሙ እዩ። በዓልቲ ቤት ሞሪኖ ድምጻ ተሰሚዑ ኣይፍለጥን እዩ። ሰይቲ ራፋ በኒተዝ ግን ኣብ ክንዲ ሰብኣያ ዘርያ ንሞሪኖ ትተናኸፎ ነይራ'ያ።

ሓደ እዋን ብዛዕባ ዝምድና በዓል ቤታን ጆዘ ሞሪኖን ብማዕከናት ዜና ተሓቲታ ኣብ ዝሃበቶ ቃል ኣርእስቲ ማዕከናት ዜና ስፖርት ኮይኑ ዝቐነየ ዘረባ ወስ ኣቢላ ነይራ። መቸም ራፋ በኒተዝ ብኣጋጣሚ ንገለ ጋንታታት ሞሪኖ ዘዘገደፈን ጋንታታት ከሰልጥን ተመዚዙ ነይሩ እዩ። ንሪያል ማድሪድ፡ ንቸልሲ፡ ንኢንተርሚላን ወዘተ። ካብዚ ነጥቢ'ዚ ብምብጋስ



ድማ'ያ ሰይቲ በኒተዝ፡ "በዓል ቤተይ ኑተን ሞሪኖ ፈፈንጢሑወን ዝኸደ ጋንታታት ከዐሪ ሞኽ ኢሉ" ክትብል ዝተሰምዐት።

በዓልቲ ቤት በኒተዝ ኣብ ልዕሊኡ ብዛዕባ ዘቐረቡቶ ወቐሳ ኣብ ዝተሓተተሉ ጆዘ ሞሪኖ፡ "እዛ ሰበይቲ ስርሓ ሰጥ ኢላ ትሰርሕ ነይራ እንተትኸውን ሰብኣያ ክሳብ ክንደዚ ኣይምኸሰዐን! ሕጂ'ውን መግቢ ኩተዳልወሉ ከላ ኣብ ኣሕምልቲ ክትጸቅጥ እመኽራ" ክብል ብዛዕባ ምድላው መግቢ እምበር ብዛዕባ ጸወታ ኩዕሶ መን ፍለጢ ኢሉዋ ዝዓይኑቱ ምላሽ ሂቡ።

***   ***

ፍራንክ ላምፓርድ በሃር ተጻዋታይ ቸልሲ ኣብ ርእሲ ምኳኑ፡ ኣብ ታሪኽ'ታ ክለብ ሓደ ካብ ዝለዓሉ ኣመዝጉብቲ ሸቶታት እዩ። ጫማኡ ኣብ ኢጋ ምስቃሉ ግን ካብ ቸልሲ ወጺኡ ናብ ማንቸስተርሲቲ ቀይሩ ነይሩ። ኣብታ ጋንታ ተተቐይሩ ይኣቱ እሞ ሸቶ ድማ የመዝግብ ነይሩ። ሓደ እዋን ኣንጻር ቸልሲ ኣብ ዝተኻየደ ጸወታ ላምፓርድ፡ "ናብታ ዘዕበየትካ ጋንታ ቸልሲ ሸቶ እንተመዝጊብካ ሓጎስካ ክትጸንብል ዲኻ" ዝብል ብጋዜጠኛታት ሕቶ ቀሪቡሉ ነይሩ። ላምፓርድ ድማ "ሓጎሰይ ኣይገልጾን እየ" ኢሉ ቃል ኣትዩ።

ላምፓርድ ከም ኣመሉ ካብ መንበር ተቐየርቲ ተንሲኡ ሜዳ ወረደ። ሸቶ ብምምዝጋብ ድማ ንቸልሲ ክትሰዓር ቀሰቦ። ከም ቃሉ ግን ኣይጸንበለን። ሸቶኡ ኣመዝጊቡ ክነሱ ዝኾነ ምልክት ሓጎስ ኣየርኣየን። ሞሪኖ "ላምፓርድ ሸቶ ኣመዝጊብልኩም ዘይምጽንባሉ ትንእዶዶ" ተባሂሉ ብጋዜጠኛታት ኣብ ዝተሓተተሉ፡ "ዛንታ ፍቕሪ ቸልሲን ላምፓርድን ኣብቂዑ እዩ። ላምፓርድ ሸቶ ኣእትዩ ካብ ጸወታ ገሊፉና እንተዘይጸንበለ'ሞ ንዓና እንታይ እዩ! ላምፓርድ ናይ ብሓቂ ንቸልሲ ዘፍቅራ እንተነይሩ ነታ ሸቶ ክስሕታ ነይሩዎ" ክብል ኣሰሒቑዎም። ኣብ ኤውሮጳውያን ደገፍቲ ኩዕሶ እግሪ ተጻዋታዮም ዝከበረ ሰብ ናብ ጋንታኦም ሸቶ ኣመዚጊቡ እንተዘይጸንቢሉ ከም ክብረት ገይሮም ዝወስድዎ ምኳኖም ብመልሲ ጆዘ ሞሪኖ ዝተገረሙን ብኣንጻሩ ድማ ዝነቐሑን ሰባት ብዙሓት እዮም።

# ሮናልዶ – እቲ በራሪ ሰብ!

ክሪስትያኖ ሮናልዶ ሓደ ካብ ብሉጻት ተጻወትቲ ኩዕሶ እግሪ ዓለም እዩ። ኣብዚ ቅንያት'ዚ ኪንዮ'ቲ ዘመዝግቦ ብዝሒ ዘለዎ ሸቶታትን ኣብ ጸወታ ዘንጸባርቖ ፍሉይ ክእለታትን ትንግርታዊ ስራሕ ፈጺሙ ንጋንታኡ ኣዐዊቱ። ጋንታኡ ጁቬንቱስ ኣንጻር ሳምፕዶርያ ናይ 'ሰረ ኣ' ኢጣልያ ግጥም ኣብ ዘካይዳሉ ዝነበራ እዋን፡ ካብ መሬት 2.65 ሜትሮ ዘሊሉ ወዲ ጋንታኡ ኣሌክስ ሳንድሮ ላዕለ ላዕሊ ንዝቐልዓሉ ኩዕሶ ብርእሱ ኣመዝጊቡዋ። ክሪስትያኖ ሮናልዶ ነታ ሸቶ ኣብ ዘመዝገበሉ እዋን ኣብ ኣየር ንሓደ ሰከንድን ፈረቓን ጸኒሑ እንተበልናኩም ከ ትኣምኑዎ ዶ!!? ኣይኮነንዶ ንሕናስ እቶም ብዛዕባኡ ኣብ ምምርማር ተጸሚዶም ዘለዉ ሊቃውንቲ ዓውዲ ፊዚክስ'ውን ምእማኑ ኣጊምዎም ኣሎ!

ኣሰልጣኒ ሳምፕዶርያ ክላውዶ ራንየሪ፡ "ክርስትያኖ ኣብ ተጻወትቲ ኩዕሶ ሰኪዐት ጥራይ ክዝውተር እትጽበዮ መስተንክር ኣርእዩና" ኢሉ።

በሃር ተጻዋታይ ኩዕሶ ሰኪዐት ዓለምና ዝኾነ ኣመሪካዊ ማይክል ጆርዳን ኣብ ሓደ ጸወታ ኣብ ኣየር 92 ሰከንድ ብምንስፋፍ ሸቶ ብምምዝጋቡ ንሰባት ኣዛሪቡ ነይሩ እዩ።

ክሪስትያኖ ሮናልዶ ብዛዕባ'ታ ሸቶ ኣብ ዝተሓተተሉ፡ "ንኽንድዚ ዝኣክል ክብታን ግዜን ኣብ ኣየር ምጽንሐይ ንዓይ'ውን ዝእመን ኣይኮነን" ኢሉ። ዝያዳ ንዓይ ዘሐጎሰኒ ግን በታ ናተይ ጎል ጋንታይ ኣገዳሲ ዓወት ምጭባጣ'ዩ" ክብል ትሕትና ኣሰንዩ ምላሽ ሂቡ።



# ዝለዓለ ደሞዝ ዝወስዱ ተጻወትቲ ዓለም

ልዮነል መሲ፡ ክሪስትያኖ ሮናልዶን ነይማርን ዝወስድዎ ደሞዝ ምስ ናይቶም ኣብ ጎኖም ዝሰለፉ ተጻወትቲ ኪወዳደር እንከሎ ብዕጽፍታት ዝዛይድ ብምዃኑ፡ ብቕዓቶምከ ክሳብ ክንድኡ ይፈላለ ማለት ድዩ ናብ ምባል ትበጽሕ። መሲ ኣብ ባርሴሎና ክንዲ ናይ 7-8 ቀወምቲ ተሰለፍቲ ድምር ደሞዝ ይወስድ። እንታይ ኣብ ደቂ ጋንታኡ ጥራይ ደኣ፡ መሲ ይኹን ሮናልዶ ነቲ ካብ ተጻወትቲ ዓለም 10ይ ዝለዓለ ደሞዝ ዝወስድ (24.1 ሚልዮን ኤውሮ) ኣጥቃዓይ ባርሴሎና ኣንቶይን ግሬዝማን ብከባቢ ኣርባዕተ ዕጽፊ ይበልጽዎ!! ቀዳማይ ተሰሪዑ ዘሎ ልዮነል መሲ ነቲ ኣብ ዓለም ብብዝሒ ክፍሊት ደሞዝ ኣብ ሳልሳይ ተርታ ተቐሚጡ ዝርከብ ፖል ፖግባ'ኳ ብኣስታት ኣርባዕተ ዕጽፊ ይበልጾ!!

ብዝኾነ እዞም ክልተ መቐናቕንቲ ተጻወትቲ ዓለምና ዝኾኑ መሲን ሮናልዶን ከምኡ'ውን እቲ ኣብ ሃገሩ ብራዚል መወዳድርቲ ኣልቦ ዝኾነ ነይማር ምስ ናይ ካልኦት ተጻወትቲ ኲዕሶ እግሪ ብምንጽጻር ደሞዞም ክሳብ ክንደይ ሰፍሪ ኣልቦ ምዃኑ ክንግንዘብ ነዚ ኣብ ታሕቲ ተዘርዚሩ ዘሎ ተርታ ዝለዓለ ደሞዝ ዝወስዱ 12 ተጻወትቲ ዓለምና ንተዓዘብ።

**ተርታ ዝለዓለ ደሞዝ ዝወስዱ 12 ተጻወትቲ ዓለምና ንተዓዘብ፡፡**

| ስም | ክለብ | መጠን ደሞዝ ኣብ ዓመት ብኤውሮ |
|---|---|---|
| 12. መሓመድ ሳላሕ | ሊቨርፑል | 22.1 ሚልዮን |
| 11. ጋረዝ በይል | ሪያል ማድሪድ | 24 ሚልዮን |
| 10. ኣንቶይን ግሬዝማን | ባርሴሎና | 24.1 ሚልዮን |
| 9. ኦስካር | ሻንጋይ (ቻይና) | 25.6 ሚልዮን |
| 8. መስዑት ኦዚል | ኣርሰናል | 26.7 ሚልዮን |
| 7. ኪልያን ምባፐ | ፓሪስ ሳንትጀርመይን | 27.1 ሚልዮን |
| 6. ኣሌክሲስ ሳንቸስ | ማንቸስተር ዩናይትድ | 27.2 ሚልዮን |
| 5. ኣንድረ ኢነስታ | ባርሴሎና | 28.7 ሚልዮን |
| 4. ፖል ፖግባ | ማንቸስተር ዩናይትድ | 29.2 ሚልዮን |
| 3. ነይማር | ፓሪስ ሳንትጀርመይን | 92.8 ሚልዮን |
| 2. ክሪስትያኖ ርናልዶ | ጁቬንቱስ | 96.4 ሚልዮን |
| 1. ልዮነል መሲ | ባርሴሎና | 112.3 ሚልዮን |





# መለሳ

ሰለማዊ ተስፋብሩኽ

## ኣለበምቲ ዛንታታት

# እቲ ደላዩ ሓቂ

ድሕሪ ነዊሕ ዓመታት ድልያ ንሓቂ፡ ናብ ብዓቲ ክኸይድ'ሞ ዒላ ክረክብ ምኳኑ ተነግሮ - ንሓደ ሰብኣይ። እቲ እተዋህቦ ምኽሪ፣ "ኑቲ ዒላ፡ ሓቂ እንታይ ምኳኑ ሕተቶ'ሞ መልሲ ክህበካ'ዩ፡" ዝብል ነበረ። ናብቲ ዒላ ዘሎዎ በዓቲ ብምኻድ ከኣ ሕቶኡ ኣቕረበ። ካብ ማዕሙቕ ድማ፣ "ናብቲ መገዲ ዓዲ ኪድ'ሞ ምላሽ ናይቲ እትደልዮ ዘለኻ ሕቶ ክትረክብ ኢኻ፡" ዝብል ግብረ-መልሲ ተዋህቦ።

ምሉእ ተስፋ ሓዚሉ ድማ መገዲ ተኸቲሉ ናብቲ ዓዲ ኣምረሐ። ይኹን'ምበር፡ ዘገድስኦ ዘይመስላ ሰለስተ ድኳናት ድኣ ረኸበ። እታ ሓንቲ ድኳን ቀኑርጽራጽ ሓጻዊን፡ እታ ካልኣይቲ ዕንጸይቲ፡ እታ ሳልሰይቲ ድማ ስልኪ ዝሸጣ እየን ዝነበራ። ካብ ሰለስቲኣን ምስ ሕቶኡ እትዛመድ ሓንቲ'ኳ ትኹን ዘላ ኣይመሰሎን።

ሓውሲ ሕርቒ ኢሉ ዝያዳ መብርሂ ንምሕታት ናብታ ዒላ ተመልሰ። እቲ እተዋህቦ መልሲ ኸኣ፣ "ኣብ መጻኢ ክበርሃልካ እዩ፡" ዝብል ነበረ። እቲ ሰብኣይ ሕርቃኑ ንምውጻእ ብዙሕ ወጨጨ። እንትርፎ መቓልሕ ውጨጨኡ ግና ዝረኸቦ ምላሽ ኣይነበረን። ብዕሸነቱ እተላገጸሉ ስለ ዝመሰሎ እለሻኡ ንሓቂ ክቕጽል ምኳኑ ምስ ኑብሱ ዘተየ። ግዜ እናርሓቐ ምስ መጽኣ፡ ዝኸሩ ናይቲ ኣብ ዒላ ዝገበሮ እናሃሰሰ ከደ። ሓንቲ ምሸት ብብርሃን ወርሒ ተሓጊዙ እናተጓዕዘ ግና ዘዘክሮ ኣጋጣሚ ጎነፎ። ኣብቲ ምሸት ዝሰምዖ ድምጺ ክራር ንእዝኑ ማረኾ። እቲ ድሃይ ብሓያል ክእለትን ድርኺትን ዝጽወት ዝነበረ ሙዑዝ ሙዚቃ እዩ።

እቲ ደላዪ ሓቂ ብልዑል ስምዒት ናብቲ ተጻዋቲ ክራር ቀረበ'ሞ፡ ናብ'ተን ኣብ ልዕሊ'ቲ ስልኪ ዝስዕስዓ ዝነበራ ኣጻብዕቲ ኣቕለበ። ሃንደበት ግልህ ኢሉሉ ገለ ነገር ተራኣዮሞ ብሓጐስ ኑበዐ። እታ ክራር ብዕንጸይቲ፡ ሓጺንን ስልኪን እያ ተሰሪሓ፣ በቲ'ኳ ሓደ ግዜ መልሲ ንሕቶኡ ዘይመሰሎ ነገራት።

ኣብ መወዳእታኡ መልእኽቲ ናይቲ ዒላ ተረድኦ። ዘድልየና ነገራት ኩሉ ተቐሪቡልና ኣሎ። ናትና ዕማም ኑቲ ፋሕ ዝበለ ዝመስል ነገራት ኣለጊቢና፡ ኣገጣጢምና... ኣብ ዘድልየና መዓላ ምውዓል'ዩ። በቢ ተናጸል ትርጉም ክረክብ ዝኽእል ሓደ'ኳ የልቦን። እቶም በበይኖም ዝዓይኑቶም ነገራት ኣገጣጢምና እንተ ኣወሃሂድናዮም ግና ሓድሽ ነገር ይፍጠር። ተፈጥሮ ኸኣ ብተናጸል ክትርኣየና ወይ ምስጢራ ክትቀልዓልና ኣይትኽእልን'ያ።

***




## ጽዋ ፍቕሪ

**ጽብቐቲ ልቢ፥**

ሓደ እዋን ሓደ መንእሰይ ኣብ ማእከል ሓደ ከተማ ደው ብምባል ካብቲ ምሉእ ከባቢ ዝጸበቐት ልቢ ከም ዘላቶ ይገልጽ ነበረ። ብዙሕ ሰብ ተኣኪቡ ብምልኣት እታ ልቢ ይድንቕ ነበረ። ዝኾነ ጽሕታር ኩነ ኣበር ዘይነበራ ብምንባራ ዝጸበቐት ልቢ'ያ ብምባል ተሰማምዑ። እቲ መንእሰይ ከኣ ብልቡ ኩርዓት እናተሰምዖ ዓዉ ኢሉ ይጭድር ነበረ።

"እዛ ናትካ ልቢ ከመይ ኣቢላ ካብ ናተይ ልቢ ትጽብቕ፡" ብምባል ብማእከል እቲ እኩብ ህዝቢ እናሓለፉ ናብቲ መንእሰይ ዝቐረቡ ሽማግለ ሰብኣይ ተዛረቡ። እቲ መንእሰይን እቲ ሰብን ከኣ ናብኡ ቀረቡ። እቲ መንእሰይ ነታ ናይቲ ሽማግለ ሰብኣይ ልቢ ረኣያ። ኣበርቲዓ ትሃርም ግን ከኣ ዝተጉድኣት፡ በሰላ፡ ጭሕጋር፡ ገለ ክፋላ እተቐንጠበ፡ ንዝጐደለ ክፋላ ክምልእ ኢሉ እተለቀበ ኸኣ ዘይገጣጠማ፡ ሃህ ዝበለ ቦታ ዘሎዋ ንምርኣያ ባህ ዘይተብል ነበረት። ነዚ ዝረኣዩ ነዛ ከምዚ ዝበለት ልቢ ሒዙ ከመይ ኢሉ 'ናተይ ትጽብቕ፡' ይብል ኣሎ ብምባል ምስቲ መንእሰይ ኰይኖም ኣባጨዉሉ።

"ናትካ ንምርኣያ ጽብቕቲ'ያ ሓቅኻ፡" በለ እቲ ሽማግለ፡ "እንተኾነ ምስ`ዛ ናተይ ክላወጣ'ኳ ኣይብህግን። እዚ ትርእዮ ወከፍ ጭሕጋር፡ ንወከፍ ፍቕረይ ዝሃብኩዎ ሰብ ይውክል። እዚ ትርእዮ ዘለኻ በሰላ ፍቕረይ ንምሃብ ካብ ልበይ ቀሊጠ ናይ ዝሃብኩዎም ምልክት'ዩ። እዚ ትርእዮ ዘለኻ ጭሕጋር፡ ሓጐስ ንዝፈጠርኩሎም ዘፍቅሮም ሰባት መዘከርታ እዩ። እዚ ትርእዮ ዘለኻ ሃጓጉ ከኣ ፍቕረይ ንምግላጽ ጓሕጒሐ ዝሃብኩዎም፡ ግን ከኣ ክንዲኡ ዘይመለሱለይ እዩ። እቲ ኣብ ዘይበትኡ ዝተቐመጠ ዝመስል ትርእዮ ዘለኻ ኸኣ ገለኦም ፍቕሮም ዝመለሱለይ ግን ከኣ ዘይመጠነ እዩ። ገለኦም ከኣ ፈጺሙ ዘየተመልሰኒ ክፋል ልበይ መሊኡ'ዩ። ሓደ መዓልቲ ነዚ ዝመልእ ክመጽእ ከኣ ብተስፋ እጽበ። ሕጂ እቲ ናይ ብሓቂ ጽባቐ ደኣ ኣየናይ ምበልካ?" ብምባል ሓተቱ።

እቲ መንእሰይ ንብዓት ብማዓጕርቱ እናወሓዘ ናብቲ ሽማግለ ብምቕራብ፡ ካብ ልቡ ቈሪጹ ነቲ ሽማግለ ለገሰሉ። እቲ ሽማግለ'ውን ኣይነሓፈን ተቐበሎ። ካብታ መሃነታ ዝጠፍኣ ልቡ ብምጭዳድ ከኣ ናብቲ ድሮ ቈሲላ ዝነበረት ልቢ መንእሰይ ኣቐመጦ። እቲ መንእሰይ ናብ ልቡ ብምጥማት ዘይከም ቀደማ ንምርኣያ ደስ ዘይተብል ግን ዝጸበቐት ምኳና ኣስተብሃለ።



# ዲጂታልን ኣናሎግን ኣብ ሰባት

### ኣናሎግኣዊ ኣተሓሳስባ

- ሓንቲ ኣካይዳ ጥራይ'የም ዝፈልጡ

- ናይ ምልዋጥ ባህሪ የብሎምን

- ናይ ምትዕጽጻፍ ባህሮም ትሑት እዩ

- ሓደ ነገር ምስ ሓዙ ኣብኡ እዮም ሕጊግ ዝብሉ፡ ክቕየሩ ኣይደልዩን እዮም

- እቲ ኣሰራርሓኡ ሓደ መኣዝናዊ ስለ ዝኾነ፡ ሰባት ከይፈልጡዎም'ሞ፡ ተወዳዲሮም ሓነፃ ከየብልዎም ስለ ዝፈርሑ ፍልጠቶም ይሓብኡ

- ናይ ስራሕ ምክፍፋል የብሎምን።

# እቶም ኣናሎጋዊ ኣተሓሳሰባ ዘሎዎም ሰባት ኣብ ሕሉፍ ዝነብሩ እዮም። ተሞኩሮ ኸኣ ከም ቀንዲ መሳርሒኦም ገይሮም ይርእይዎ። መወከሲኦም ኩሉ ሳዕ ናይ ዝሓለፈ እዩ። "ንፈልጦ እንዲና! ኣብ መንድበልዎ ከምዚ እንዲና ግዲ ንነብር ዝነበርና..." እዮም ዝብሉ።

- ዓለም ከምኡ ኢላ ክትነብር ይምነዩ። ንተለዋዋጢን ገስጋሲን ባህሪ ዓለም ጉደኢኦም ገይሮም ይቑጽሩዎ። ንተለወጥቲ፡ ማዕበልቲ፡ ገስገስቲ፡ ዕዉታትን ብኽባቢኦም ኣተኩሮ ክወሃቦም ዝጅመሩን የቋሸሽዎም፡ ብኻልእ ረቛሒ ስም ከም ዝረኸሉን ገይሮም የውርዩ።

### ዲጂታላዊ ኣተሓሳስባ

- ተቐየርቲ ሰባት፤ ንቕድሚት ዝርእዩ ምስ ምዕባለ ዓለም ዝኸዱ፡ መንእሰያዊ ኣተሓሳሳ ዘሎዎም ሰባት

- ንዝኾነ ነገር ብሓጺር፡ ሲምፕል... መገዲ ክግበር ኣሎዎ ዝብሉ

- ኣህላኺ ኣገባብ ነጺጎም ዝሓሸን ዝቐለለን መገዲ ዘናድዩ

- ዘየማርሩ (ከምዚ ዘይኩነ እናበሉ ምኒን ዘይብሉ። ኣብ ክንድኡስ ፍታሕ ዝኾነ) ልዕል ኢሎም ዝጥምቱ

- ኣብ ዓለም ዲጂታል ፍልጠት ምሕባእ የለን። ምኽንያቱ። እቲ ቴክኖሎጂ እናተወንጨፈ እዩ ዝኸይድ - ገና ፍልጠትካ እናሓባእካ እንከለኻ ሓዲግካ ክኸይድ እዩ።

# እቶም ዲጂታላዊ ኣተሓሳስባ ዘለዎም፡ ተሞኩሮ ዕቑባኦም ኣይኩነን። ኣብ`ዛ ካብ ዕለት ናብ ዕለት እናተለወጠት እትሕንበብ ዘላ ዓለም፡ ንድሕሪት ግልጽ ኢሎም ክርእዩ ግዜ የብሎምን።

- እዛ ዓለም ዲጂታል እናኾነት ኣብ እትመጽኣሉ ዘላ እዋን ንሕሉፍ እናናፈቕካ ምንባር ዝከኣል ኣይመስለን'ዩ ዘሎ።

"እዚ ዝኾንክዎን ጽባሕ ዝኾኖን፡ ውጽኢት ናይ`ታ ሓሳል ኣደ'ዩ።"- ኣብርሃም ሊንከን

"ሓይሊ ፍቕሪ ንፍቕሪ ሓይሊ ምስ ሰዓረ ዓለም ሰላም ክተስተማቕር ኢያ።" - ጂሚ ሆንድሪክስ

"እቲ በይንኻ ትሓልሞ ሕልሚ ጥራይ'ዩ፡ እቲ ብሓባር ትሓልሞ ግን ክዉንነት'ዩ።" - ጆን ለኖን

## ንፋለምዶ ?



ብሰዱኮ

- ኣብ ሓደ ሳንዱቕ ካብ 1-9 ይምላእ
- ንትኹልን ንጋድምን ሓደ ቁጽሪ ኣይድገምን

| | | | | | | | | |
|---|---|---|---|---|---|---|---|---|
| 9 | | | | 4 | | | | 6 |
| | | 4 | | | | 5 | | |
| | 1 | | 7 | 6 | 5 | | 8 | |
| | | 6 | | | | 7 | | |
| 7 | | 8 | | 5 | | 2 | | 9 |
| | | 1 | | | | 4 | | |
| | 8 | | 4 | 7 | 1 | | 9 | |
| | | 7 | | | | 8 | | |
| 4 | | | | 2 | | | | 7 |

## መልሲ 'ንፋለም'

ሰዱኮ

| | | | | | | | | |
|---|---|---|---|---|---|---|---|---|
| 4 | 9 | 8 | 6 | 3 | 1 | 2 | 5 | 7 |
| 1 | 7 | 2 | 5 | 9 | 4 | 6 | 3 | 8 |
| 5 | 3 | 6 | 8 | 2 | 7 | 1 | 9 | 4 |
| 6 | 2 | 1 | 3 | 8 | 5 | 4 | 7 | 9 |
| 3 | 4 | 5 | 9 | 7 | 2 | 8 | 1 | 6 |
| 9 | 8 | 7 | 1 | 4 | 6 | 5 | 2 | 3 |
| 8 | 6 | 9 | 2 | 1 | 3 | 7 | 4 | 5 |
| 2 | 5 | 4 | 7 | 6 | 9 | 3 | 8 | 1 |
| 7 | 1 | 3 | 4 | 5 | 8 | 9 | 6 | 2 |